# መንእሰይ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

የካቲት 2014

ቁ.40

- 2014 ብሓድሽ ወኒ
- ለውጢ ከም ኣምር
- መጻምድቲ ብሌላን ፍቕርን
- ኣብ መርዓ ዝድረፉ ...
- ኣሸውታና



# ትሕዞ መንእሰይ






ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ
ለካቲት 2014 ቑ.40
መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ ናቕፋ 10

ዋና ኣሰናዳኢ
መስፍን ገብረሂወት
ለይኣውት
ዮዲት ብርሃነ
ስእሊ
ዮሃንስ በረኸት
ዲዛይን ገበር
ዓወት ሽሞንዲ

ናብ'ዛ መጽሔት ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፡ ኣበርክቶ ይኹን ሃናጺ ነቐፌታ በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ።

መጽሔት "መንእሰይ"
ቁ.ሳ.ጶ 1042
ቁ.ስልኪ 202592
ፋክስ 291-1- 125981

ዘርጋሒ መጽሔት
ቁ.ስልኪ 125394

# ቃለ ኣሰናዳኢ

ሕብረተሰብ ኣብቲ ክጭብጦ ዝሕልን ራእይ ወይ ዕላማ ንምብጻሕ ዘድልዮ ጻዕሪ፡ ብልሒን ጥበብን፡ ምንጩ ኣእምሮኣውን ኣካላዊን ብቕዓት መንእሰያትዩ። እቲ ምንታይ መንእሰይ እዩ፡ ዝያዳ ካልእ ክሰርሕ፡ ክሃልኽ፡ ክመራመር፡ ክበላሓት፡ ክምህዝ ምሉእ ዘይጉዱል ዓቕምን ጉልበትን ዘለዎ። ህጻናት ይኹን ኣረጋውያን ከምኡ ዓይነት ብቕዓት የብሎምን። ናይ ሓደ መድረኽ ታሪኽ ሕብረተሰብ ኣልዒልና ክንዛረብ ከለና እምበኣር፡ ብቐንዱ ብዛዕባ ታሪኽ ናይ'ቲ መድረኽ'ቲ መንእሰያት ኢና እንዛረብ። ጉዕዞ ትማሊ ናይ ዝሓለፉ መንእሰያት ውጽኢት እዩ። ጉዕዞ ሎሚ ብህልዋት መንእሰያት እዩ ዝምራሕ። ጉዕዞ ጽባሕ ብመጻእቲ መንእሰያት እዩ ዝምእዘን። ፈልፋሊ ናይ ኩሎም ምዕባለ ሕብረተሰብ ዝድርኹን ዘቀላጥፉን ጺጋታት መንእሰይ ስለዝኾነ። ስለዚ ድማ፡ ልዕሊ ዝኾነ ካልእ ኣባል ሕብረተሰብ መንእሰይ እዩ፡ ዓቢይን ከቢድን ሓላፍነት ተሰኪሙ ወትሩ ኣብ ቃልሲ ዝነብር። ብሓጺሩ ኩሉንተናዊ ገድሊ ሕብረተሰብ ዝያዳ ካልእ እንግድዓ መንእሰይ እዩ ዝጸሮ።

ሕብረተሰብኣዊ ህይወት ምምቃር፣ ወይ ኣብ ቀጻሊ ምምሕያሽን ምምዕባልን ምንባር መፈጸምታ ዘይብሉ ዕማም እዩ። ኣብ ሓደ ምዕራፍ በጺሑ ዝቋርጽ መስርሕ ኣይኮነን። የግዳስ መድረኻዊ ሸቶታት ኣለዎ። መድረኻዊ ሸቶታት ናይ ምውቃዕ ተልእኾ ድማ፡ ናይ ነፍሲወከፍ መድረኽ መንእሰይ ረዚን ሓላፍነት እዩ። ሕብረተሰብ መድረኽ ብመድረኽ እናማዕበለ ክኸይድ ደዩ ወይስ ኣብ ድሕረትን ድኽነትን ጋም-ማን ክብል ክነብር፡ ወይ ድማ ጨሪሱ ክዓኑን ክበታተንን ናይ ነፍሲ ወከፍ መድረኽ መንእሰይ ገድልን ስራሕን እዩ ዝውስኖ። ሕብረተሰብ ቅልጡፍ ምዕባለ ወይ ተኣምራታዊ ዝላ ዘርእየሉ፡ በላሕቲን ንቑሓትን መንእሰያት ኣብ ዝረኸበሉ ስለዝኾነ፡ ኣተኩሮ ናይ ሎሚ መጽሔትና'ውን ነዛ ድሮ ሰሙናት ኣቑጺራ ዘላ፡ ዓመተ 2014፡ መንእሰያት፡ ብሓድሽ ወኒ፡ ብቕልጡፍ ገስጋስ፡ ናብ'ቲ ኣብ ቀረባ ርሕቀት እነማዕድዎ ዘለና ብሩህ መጻኢ ንምብጻሕ ጻዕርናን ናህሪናን እነዛይደላ ዓመተ ስራሕን ጉያን ክትከውንዩ ዘዘኻኽር።

ዓምዲ ደሃይ ማሕበር፡ ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ "መንእሰይ ይንቃሕ፡ ይወደብ፡ ይተዓጠቕ!" ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ ንዘካየዶ ዓመታዊ ገምጋም ስራሕን ናይ ዝቕጽል ዓመት ዝሓንጸጸ ውጥን ስራሕን ሒዙ ወጺኡ'ሎ።

"መቐይሮ"፡ ብኣጋጣሚ ሓድሽ ዓመት ዝጅምር ዘሎ ሓድሽ ዓምዲ'ዩ። ናይ ሎሚ ኣውራ ትሕዝቶኡ ምስ ሓፈሻዊ ትሕዝቶ ናይ'ቲ ዓምዲ ንምልላይ ዝዓለመ ኾይኑ፡ "ለውጢ ከም ኣምር" ብዝብል ኣርእስቲ ፈሊሙ ኣሎ። "ኑቲ ኣነ ዝሓልሞ ምሰል" ብዝብል ኣርእስቲ'ውን ምስ ለውጢ ዝተኣሳሰር ጽሑፍ ቀሪቡ ኣሎ። ነዚ ሓድሽ ዓምዲ ብዝግባእ ክትሰዕብዎ፡ ክትከታተልዎን ኣበርከትቱ ክትኮኑን ምእንቲ ካብ ሕጂ ክትጅምርዎ ክሓይሽ'ዩ ብርግጽ።

መንእሰይ ገብረኤል ዳዊት ሽዱሽተ ናይ ቁጽሪ "theorem" ዝሰርሐ ኣብ ርእሲ ምኳኑ ምስ ካልኣዩ መንእሰይ ፍሰሃየ ስዩም ድማ ንባክተርያን ፋንጋስን ክቐትል ዝመስርሕዎ መድሃኒት ዕዉት ውጽኢት ተረኺብዎ ኣሎ። ኣበርክቲ መጽሔት መንእሰይ ምስ ክልቲኦም መንእሰያት ዘካየዶ ቃለ-መሕትት ኣብ ዓምዲ ሃበርም ቀሪቡ ኣሎ።

ድምጻዊ ቶማስ ኣልኣዛር መልኣኩ፡ ሓደ ካብ'ቶም ኣብ ሓጺር እዋን ብቕዲ ኣዘያይማኡ፡ ሕፍስ ዝበለ ቃንኡን ትሕዝቶ ግጥሙን ህቡብነት ዘጥረዩ መንእሰያት'ዩ። ናይ ሎሚ ጋሻ ዓምዲ ባህልን ስነ-ጥበባትን ክኸውን ዓዲምናዮ ኣሎና።

መጽሔት መንእሰይ ብተወሳኺ ኣብ'ቶም ልሙዳት ዓምድታታ፡ ንኹሉ ኣካል ሕብረተሰብ ብሓፈሻ ንመንእሰያት ድማ ብፍላይ እምህሩን ኣዘናግዑን እዮም ዝበለቶም ምሩጻት ጽሑፋት፡ ዕላላት፡ ካርቱናት ወዘተ ኣቕሪባ ኣላ። መጽሔት መንእሰይ ባህግን ድሌትን ኣንበብታ ክተማልእ ትጽቢት ኩልናዩ። ከም'ቲ ንብህጋ ክትሕይልን ክትስውድን ድማ ግዳሰን ኣበርክቶን ገዳይምን መንእሰያትን ጸሓፍቲ፡ ደርስትን ጋዜጠኛታትን ከይፍለያ ንምሕጽን።

# ደሃይኩም

## ኣላ ሳንዲት ሽኮር!

ሳንዲት፡ ኣብ ዝሓለፈ ሕታም ኣብ'ታ ኣመና ዝፈትዋን ከንብባ ዝህወኽላን ዓምድ'ኻ "ዝልከዶኣ!" ዘቕረብካዮ 'ፐይፐር' "ፋንታስቲክ!" ነይሩ። ኣብ ፋይናል ሰሚስተር ዝቐርብ ፐይፐር ነይሩ እንተዝኸውን፡ ብዘይምግናን "ኤ" ምተውሃብካ። ንስለ'ቲ ዘይሕለል ጻዕር'ኻን መሃዘኑትካን ብመገዲ'ዛ ንፈትዋ መጽሔትና ምስጋናይን ኣድናቖተይን ኣቕርበልካ። እንታይ'ሞ፡ ርክብና ብመገዲ መጽሔት መንእሰይ ጥራይ እንዶ ኾይኑ፡ ክንድ'ቲ ንፈትወካን ንዓብደልካን ብመስኮት ተለቪዥን'ውን ብተመሳሳሊ እንተትቕልቀለና ክንደይ ኮን ባህ ምበለና። ብዘኾነ ኣይትሰኣን ሳንዲት ሽኮር።

ሶሊያና ኣዳም ካብ ኣስመራ

## ኣማን ብኣማን ሃበርም

መጽሔት መንእሰይ ኣብ ትምህርቲ፡ ኣብ ስራሕ፡ ኣብ ምህዞን ሰንዓን፡ ኣብ ስፖርት ወዘተ ዕውት ስርሓት ዝገበሩ፡ ተራእዮምን ኣበርክቶኦምን ንኻልኦት ኣብነት ክኾኑ ዝኽእሉ መንእሰያት ኣብ ምልላይ፡ ክትገብሮ ዝጸንሐት ቃለ-መሕተትን ዕላላትን ኣገዳስን መሃርን ስለዝኾነ፡ ብዝሓየለ ክትደፍኣሉ ከም ዝግባእ ለበዋ ዘድልዮ ኣይኮነን። ኣብ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ፡ ኣብ ዓምዲ ሃበርም ዝወጻ ክልተ ደቀንስትዮ መንእሰያት (ቢዘን ወልደሚካኤልን ዒሻ መሓመድን) ንስም እታ ዓምዲ ዝውክላ ናይ ብሓቂ ኣብነታውያን እየን ነይረን። መጽሔት መንእሰይ ነዘን ሃበርም መንእሰያት ለሊያ ክተላልየና ምኽኣላ ከየመስገንክዋ ክሓልፍ ኣይደልን። ንመጻኢ'ውን ብተመሳሳሊ ብዝሓየለ ክትሰርሓሉ ከድሊ'ዩ ብርግጽ።

ነጃት ሱሌማን ካብ ዓሰብ

## ንመንእሰያት መታን ክትረብሕ

ናይ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ፡ ትሕዝቶኣ ይኹን ገበራ ኣገዳሲ መሳጢ ነይሩ። ንዚያዳ ጽባቐ ግና፡ ከም'ቲ ኣብ ጽባቐ ዓምድታታ ትገብሮ ዘላ ጻዕሪ፡ ንሓደስቲ ጸሓፍቲ መንእሰያት ክተተባብዕ'ውን ከድልያ እዩ። ምኽንያቱ ገለ ጸሓፍቲ ውሱን ዓምዲ ሒዞም ንነዊሕ ይጎዓዙ ስለዘለው፡ እቶም ዓምድታት ንዕኦም ጥራይ ዝተሓዝአ የምስሎ ኣሎ። ኣብ ትሕዝቶ ኣጸሓሕፋኦም ዕቃብ ሃልዩኒ ዘይኮኑ፡ "ኢታ እዚ'ኽ ደኣ በየን መጺኡ? ክንደይከ ይነፍዕ?" እንብሎም ሓደስቲ ሰብ ብርዒ መንእሰያት ናይ ክልቲኡ ጾታ ክርኢ ካብ ዘሎኒ ባህጊ'የ። ብዝተረፈ መጽሔት መንእሰይ ብቕዓታ ከይነከየት ንተካይዶ ዘላ ጉዕዞ እናኣመጎስኩ፡ ንኣዳለውታ ልዑል ምስጋናይ ኣቕርብ።

ቢንያም ሃብተማርያም

## ጽቡቕ ምጅማር

ኣብ ዝሓለፉ ክልተ ተኸታተልቲ ሕታማት መጽሔት መንእሰይ፡ ኣብ ዓምዲ ዓለሙ-ፍልስፍና ዝወጹ ጽሑፋት ተኸታቲለዮም። ብሕልፊ ኣብ ናይ ቁ.39 ሕታም፡ "ኣፍሪቃዊ ፍልስፍና" ብዝብል ኣርእስቲ ኣብ ዝቐረበ ጽሑፍ፡ ኣዳላዊ ናይ'ታ ዓምዲ ኣብ መደምደምታ ንዘቕረቦ ለበዋ ክጸቕጠሉ ኣገዳሲ ኮይኑ ረኺበዮ። ሰማዕትን ተጋድሎትን ከም ዘይሰእን ድማ ዘጠራጥር ኣይኮነን። ምሁራት ዜጋታት ብዛዕባ'ዚ ክብርናን ሓበናን ዝኾነ ኣፍሪቃዊ ፍልስፍና ተወሳኺ መብርሂታት ክህቡና ብርያም ከንቀሳቕሱ ከድልየና'ዩ። መጽሔት መንእሰይ፡ ንመንእሰያት ኣማእዘንትን ኣነቓቓሕትን ጽሑፋት ብምውጻእ ንሓፋሽ ኤርትራዊ መንእሰይ ብዝሓየለ ክትረብሕ መታን፡ ኣበርክቶ ሞያውያን ጸሓፍቲ'ውን የገድሳ ስለዝኾነ።

## ዚያዳ ክተስተማቕሮ ዝደርኽ

መጽሔት መንእሰይ ምስ ስነ-ጥበበኛ ሳሙኤል ኣልመደ ዘካየደቶ ቃለ-መሕትት፡ ንስርሓቱን ሞያኡን ዘጉልሕን ብዕምቈት ዝትንትንን ብምንባሩ ኣመና ፈትየዮ። ብሕልፊ ብዛዕባ ደርፍታቱ ዝቐረበሉ ሕቶታትን ዝሃቦም ትንታኔን ትርጉማትን ንግጥምታቱ ተመሊስካ ክትፍትሾምን ክተስተማቕሮምን ዝደርኽዩ ነይሩ።

እቲ ብኻልኦት ስነ-ጥበበኛታት ዝቐረበ ሕቶታትን ርእይቶታትን ብወደ'ልመደ ዝተዋህበ መልስታት'ውን ኣብ ሞንጎ ስነ-ጥበበኛታት ብኽፉትን ብግሉጽን ኢሂንምሂን ናይ ምብህሃል ባይታ ዝኸፈተ ብምንባሩ፡ ካብ'ቲ ናይ ቅድሚ ሕጂ ፍሉይነት ተዓዚበሉ።

'ተዘይተጋግየ፡ መጽሔት መንእሰይ ቅድሚ

# መንእሰይ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ሕዳር 2013
ቁ 39

* ብቕዓት ትምህርቲ
* ዓለማዊ ምዕባለታት እንታይ ይምህረና?
* ጉዕዞ ናብ ሞያውነት
* ሕደማ ዝስማዕ እምበር ዝንበብ ኣይኮነን
* ደብዳቤ ኣደይ ሃና



ሕጂ ዚያዳ ምስ ደረፍትን ናይ ካልእ ዓውዲ ስነ-ጥበበኛታትን እምበር፡ ከም ወደ'ልመደ ምስ ዝኣመሰሉ ኣብ ምድላውን ምድራስን ሕደማ ዝሰርሑ ደረስቲ ክንድ'ቲ ክትግደሰሉ ስለዘይጸንሐት፡ ብወደ'ልመደ ፈሊማቶ ስለዘላ፡ ብዝሓየለ ክትቕጽሎ ለበዋይ ኣመሓላልፍ ኣለኹ።

ይርጋኣለም ኣበራ (እግሪ)

## ምውድዳስ በዚሑ

ምስ ስነ-ጥበበኛ ሳሙኤል ኣልመደ ዝተኻየደ ዕላል ዝበዝሐ ክፋሉ ሰሓቢ ነይሩ። ዝቐረበሉ ሕቶታትን መልስታቱን'ውን ዕምቈት ነይርዎ። ኣብ'ቲ ብዝተፈላለዩ ስነ-ጥበበኛታት ዝቐረበሉ ሕቶታትን ርእይቶታትን መልስታቱን ግና ኣብ ገለ ገሊኡ ብኽልቲኡ ወገን ፍኹስ ይብል ነይሩ። "ኣዲት" ክኸውን ዝኸበሮ፡ ሓድሕዳዊ ምውድዳስን ምጭርራቕን በዚሕዎ ነይሩ።

ስመይ ንኣሰናዳኢ ጥራይ

## ስለምንታይ ኣብ ወሰናት ሰቡት ጥራይ?

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም ኣብ መጽሔት መንእሰይ ዝወጸ፡ ናይ ኤች.ኣይ.ቪ.ን ወለንታዊ ምኽርን ፖስተራት መሃርትን ኣገደስትን ነይሮም። ንመን ይምልከት ደኣ ኣይፈለጥኩ'ምበር ኣብ ኣመራርጻ ናይ'ቶም ኣብ ፖስተር ዝወጹ ሰቡት ዕቃብ ኣለኒ። ኣብ ናይ ኀሰንስ ስርሓት ይኹን ኣብ ቲቪ. ንዕዘቦም መወዓውዒታት ብውሑዳት ሰቡት ጥራይ ክበሓት ይረአ። ስለምንታይ ከምኡ ይኸውን ይገርመኒ'ዩ።

ግዜና ተወልደ ካብ ኣስመራ




# 2014 ብሓድሽ ወኒ

ዓመት ተዛዚሙ፡ ሓድሽ ዓመት ኣብ ዝፍልመሉ ግዜ፡ ዝሓለፈ መድረኽ ከመይ ሰጊርናዮ? እንታይ ዓሚምና? እንታይ ብድሆታት ገጢሙና? እንታይ መኽሰባት'ከ ኣረጋጊጽና? ብመንጽሩ'ኸ፡ ሓድሽ ዓመት እንታይ ዓቕሩልና ኣሎ? እናበልካ ንሕሉፍ ጉዕዞ ምግምጋምን መጻኢ ምእማትን፡ ነዊሕ ዕድመ ዘለዎ ልምዲ ደቂሰባት እዩ። ክንዲ ዝኾነ፡ ኣብ'ዚ ናብ ዓመተ 2014 እንስጋገረሉ ዘለና ቅነ፡ መንእሰያት ኤርትራ ዝሓለፈ ጉዕዞና ተመሊስና ብምውካስ፡ መጻኢና እንታይ ክመስል ከምዝኽእል ብወድዓውነት ክንጥምት ኣገዳሲ ይኸውን።

መንእሰይ ኤርትራ፡ ኣብ ዝሓለፈ ዓመታት፡ ሳላ ዘይግቡዝ ስርሑን፡ ረብሓ ሃገር ዘቐድም ተወፋይነቱን ህርኩትንኡን፡ ቀዳማይ መንጸፍ ልምዓት ንምውዳድ ብዙሕ ጽዒሩን ሃሊኹን እዩ። እቲ ከም ውጽኢት ውፉይ ጻዕሩ ዝተዋደደ ድልዱል መንጸፍ ከኣ፡ ዝቐጽል ጉዕዞ፡ ብስሉጥነቱን ዕብየቱን ተዓጻጻፊ ንኪኸውን ምቹእ ባይታ ፈጢሩ ይርከብ። ስራሕ እቲ ቀንዲ መምህር ስለዝኾነ፡ መንእሰይ ኤርትራ፡ ሳላ ተወፍዩ ዝሰርሖ፡ ክእለትን ሞያን ደሊቡ፡ ናይ ትግባረ ዓቕሙ ክብ ኣቢሉ፡ ንባህሊ ዓያይነትን ርእሰ-ምርኮሳን ዝያዳ ዘጎልብት ርእሰ-ምትእምማን ክድርዕ ክኢሉ እዩ። ነዛ መስኮት ትስፋው መድረኽ ዝኾነት ሓዳስ ዓመት 2014 እምበኣር፡ ኣብ ርእሲ ዝጸንሖ ሓያል ርእሰ- ምትእምማን፡ ዝያዳ ምትእምማን ወሲኹ እዩ ዝኣትዋ ዘሎ። ኤርትራ፡ ብውፉይ ጻዕሪ መንእሰያታ፡ ኣብ ዝተፈላለየ ጽላታት ንዓመታት ክተሰላሰሎም ዝጸንሐት ወፍርታትን ፕሮጀክትታትን ልምዓት፡ ሓይልን ናህሪን ደሊቦም፡ ምህርቶም ዝሕፈሰሉ መድረኽ ከምእተቓረበ ርኡይ እዩ።

ዓመተ 2014 እምበኣር፡ ንዓና መንእሰያት፡ ብቕልጡፍ ገስጊስና፡ ናብቲ ኣብ ቀረባ ርሕቀት እነማዕድዎ ዘለና ብሩህ መጻኢ ንምብጻሕ፡ ጻዕርናን ናህሪናን እነዛይደላ ዓመተ ስራሕን ጉያን እያ። ክንዲ ዝኾነ፡ ኣብዚ ትስፋው መድረኽ ዘብጽሓና፡ ጻዕርን ተወፋይነትን ዝመለለይኡ ክብርታት ኤርትራዊ መንእሰይ ዓቂብና፡ ንቕሓት፡ ውዳበን ኣፍራይነትን ዘዐምር፡ ኣብ መንእሰያት ልዑል ሞያን ክእለትን ዝኹስኩስ፡ ኣስታፊን ኣተባባዒን ናይ ስራሕ ባይታ ምፍጣር ከድልየና እዩ። ነዚ ባይታ እዚ እውን እንተኾነ ባዕልና ኢና እንፈጥሮ።

መንእሰይ ኤርትራ፡ ኣብ ዝሓለፈ ዓመታት ህላወኡን ሓራ ፖለቲካዊ መስመር ሃገሩን ኣውሒሱ፡ ራእይን ዕላማታትን ሕብረተሰቡ ንምዕዋት፡ ሕብረ-ብዙሕ ተጻብኦታት እናሰገረ ክንዓዝ ተገዲዱ እዩ። ርግጽ'ዩ፡ ጸገም ዝምነዮ የለን። ግን ከይደለኻዮ ክመጽእ እንከሎ፡ ሰጊርካዮ ኣብ ምሕላፍ ዝጥረ ሓይሊን ብቕዓትን ኣሎ። እዚ ሓይሊን ብቕዓትን ንቐጻሊ ጉዕዞ ሕብረተሰብ ዓቢ መኽሰብ እዩ። ብድሆታትን ሽርሒታትን መድረኽ ናጽነት ከኣ፡ ብኣንጻር ትጽቢትን ምህለላን ተጻባእቲ፡ ንሃገራዊ መንፈስ ኤርትራውያን መንእሰያት ዝያዳ ዘሰወደ እዩ ነይሩ።

በዚ ብድሆታት ዝሰሓሎ ሃገራዊ መንፈስ'ዚ፡ መንእሰይ ኤርትራ፡ ዝተፈላለየ ምትንኳላትን ዕንቅፋታትን፡ እንተላይ ነቲ ብዓሎቕን ምድንጋርን ኣብ ልዕሊ ሃገሩ ዝተስገደደ ዘይፍትሓዊ እገዳ መኪቱ፡ ብጻዕሩን ተወፋይነቱን ንሃገሩ ብኹሉ መለክዒታት ኣብ ዝሓሸ መድረኽ ከደይባ በቒዑ እዩ። እቶም ኣሎ ዝበሃል ሽርሒታትን ሸፈጣትን ኣሊሞም ክሰርሓሎም ዘይክኣለ ተጻባእቲ ድማ፡ ዝተመነይዎ ውጽኢት ስለዘይጨበጡ፡ ጭንቀቶም መመሊሱ ኣብ ምዕራግ ይርከብ። ጭንቀት ናብ ቅብጸት ስለዘምርሕ ከኣ፡ ተጻብኦታቶም ብዝተፈላለየ መልክዕ ካብ ምቕጻል ገና ዓዲ ኣይወዓሉን።

እንተኾነ ጉዕዞ መንእሰይ ኤርትራን ተጻባእቱን፡ ብተምሳል ነብሒ ኣኽላባትን ምረሻ ገመልን ዝግለጽ እዩ። መንእሰይ ኤርትራ ኣብ ታሪኹ፡ ምስናይ ኩሉ መድረኻዊ ዕንቅፋታት፡ ኣብ መስመሩ ጸኒዑ፡ ብርእሰ ተኣምንነት ምስ መረሸ እዩ። ካብ ተሞኩሮ ቀዳሞት ኣቦታቱን ኣሕዋቱን፡ ዋሕስ ዓወቱ፡ ብቐንዱ ንቕሓቱን ሃገራዊ ውዳበኡን ዕጥቁን ምዃኑ ኣረጋጊጹ ይፈልጥ እዩ። ነዚ ዕርዲ'ዚ ክስዕር ዝኽእል ሓይሊ ከምዘየልቦ ድማ ብግብሪን ደጋጊሙን ኣመስኪሩ እዩ።

እንተኾነ ተጻባእቲ ሕጂ እውን ካብ ፍሽለቶም ኣይተማህሩን፡ ተስፋ ምቑራጽ ዝፈጠሮ ምዕልባጥ ኣየቋረጹን። የግዳስ ብሕጂ ክፈታትንዎ ዝህቅኑ ተጻብኦ እውን እንተኾነ፡ ዕጫኡ ከምቶም ዝሓለፉ ኣብ መጋርያ ህዝባዊ መኸተ ኣቲኻ ምምካኽ እዩ። በዚ ድማ ሃቐነታት ተጻባእቲ፡ ምህርቱ ወትሩ ሕፍረትን ሕስረትን ጥራይ እናኾነ ክቕጽል ከሎ፡ ሚዛን ኤርትራዊ ሃገራዊ ክብሪ ድማ ብኡ መጠን ርዝነት እናወሰኸ ከምዝኸይድ፡ ከሎ ገና ፍሉጥ እዩ። ክብሪን ሞጎስን ነቲ ወትሩ ንቑሕን ውዱብን ዕጡቕን መንእሰይ ኤርትራ!

ታሪኽናን ታሪኽ ኩሎም ህዝብታትን ከምዝምስክሮ፡ ኣብዚ ናይ ውድድርን ዓመጽን ዓለም፡ ሕብረተሰብ ድሕነቱን ምዕባለኡን ዘውሕስ ብገዛእ ብቕዓቱ እዩ። ምኽንያቱ፡ ዓለም ወትሩ ናይ ውድድር መድረኽ'ያ፣ ኣብዚ ውድድር'ዚ ስንፍ ዝበለ ወይ ብቕዓት ዝጎደሎ ድማ ሕርሕራይ ገይራ እያ ትቐጽዮ። ከም ህዝቢን ሃገርን ብሓርነት ኣብ ኅደና ዕብየት ንምምራሽ እምበር፡ መንእሰያት ሎሚ እውን ከም ትማሊ ልዑል ዓቕሚን ብቕዓትን ምውናን ከድልየና እዩ። ምኽንያቱ ብቕዓት ሕብረተሰብ ብቐንዱ ኣብ ብቕዓት መንእሰያት እዩ ዝምርኰስ። መለክዒ ሕብረተሰብ - ብቕዓት መንእሰይ እዩ። ደምን ትንፋስን ሕብረተሰብ መንእሰይ ስለዝኾነ። ብርግጽ ድማ ሓያልን ብቑዕን መንእሰይ ዘይሓዘ ሕብረተሰብ ምዕባለ ከረጋግጽሲ ይትረፍ፡ ብህይወት ክሰርር እውን ንጋዳ እዩ። ክንዲ ዝኾነ ዕድመ ንእስነት፡ ካብ ውልቃዊ ህይወት ምምራሕ ንላዕሊ፡ ኣጸቢቑ ዝዓዘዘ ሕብረተሰብኣዊ ሓላፍነት ዘስከም መድረኽ እዩ። ህላወን ቀጻልነትን ሕብረተሰብ፡ ዕብየትን ስልጣነን ሕብረተሰብ ኣብ ብቕዓት መንእሰያት ስለዝምርኰስ።

ብቕዓት መንእሰይ ሓደ ሃገር፡ ብሰለስተ ኣዕኑድ ኣምራት ክግለጽ ይከኣል። ንቕሓቱ፡ ውዳበኡ፡ ዕጥቁ። ፖለቲካዊ ንቕሓት፡ እቲ ቀንዲ ምስጢር ስነ-ኣእምሮኣዊ ብቕዓትን ጥንካረን እዩ። ሓደ መንእሰይ፡ ሕሉፍ ታሪኹ ብዕምቈት ዝፈልጥ፡ ካብ ዝሓለፈ ጉዕዞኡ ዝቐሰሞ ተሞኩሮ ዘይርስዕ፡ እዋናዊ ብድሆታቱ ብመንጽር ውሽጣዊ ዘባዊን ዓለማዊን ኩነታት ኣጸቢቑ ዝርዳእ፡ ብዛዕባ መጻኢኡ ንጹር ራእይን ዕላማታትን ሃልዩዎ፡ ናብኡ ዘብጽሕ ቅኑዕ መገዲ ኣረጋጊጹ ዝፈልጥ፣ ብሓባር ክሓስብን ክስጉምን ዝኽእሎ ብሉጽ ባህልን ክብርታትን ዝውንን እንተድኣ ኮይኑ፣ ፖለቲካዊን ስነኣእምሮኣዊን ብቕዓቱ ልዕሊ ዝኾነ ውዲታትን ሽርሒታትን ጸብለል ዝበለ እዩ። ከምዚ ዓይነት ብቑዕ መንእሰይ፡ ካብ ዝሓለኖ ዕላማ ክዕንቅፎ ዝኽእል ወይ መኣዝኑ ኣስሒቱ ናብ ድንጉር ሃዋህው ክሸሞ ዝኽእል ሓይሊ ከቶ የልቦን። እዚ ረቛሒ'ዚ ምስ ዘይህሉ ግን፡ ውጽኢቱ ብኣንጻሩ እዩ። ስለዚ ንቕሓት እቲ ቀዳማይ መግለጺ ብቕዓት መንእሰያት ሓደ ሃገር እዩ።

ካልኣይ መግለጺ ብቕዓት መንእሰያት፡ ወዳብ እዩ። ፖለቲካዊ ንቕሓት ኣዝዩ ኣገዳሲ ረቛሒ እኳ እንተኾነ፡ ብዘይ ውዳበ ግን ዋጋ የብሉን። ውዳበ፡ ንንቕሓት ናብ ጥሙርን ኣድማዒን ዕዮ ዝቕይር ወሳኒ ረቛሒ እዩ። ሓይሊን ኣድማዕነትን ውዳበ፡ ካብ ታሪኽ ኤርትራውያን መንእሰያት ንላዕሊ ዝምስክሮ የለን። ምኽንያቱ ከም ኤርትራዊ መንእሰይ ገይሩ ንሒደት ዓቕሙ ናብ ፍጹም ዘይጽዓድ ሓይሊ ክቕይር ዝኸኣለ መንእሰይ ኣብ ዓለምና ተራእዩ ኣይፈልጥን። መንእሰይ ኤርትራ፡ ብዘይ ዝኾነ ደገፍ ኣብ ዓቕሙ ተኣማሚኑ ንኹሉ መሰገደላት ሰጊሩ፡ ህላወኡን ቀጻልነቱን ብኣንጸባራቒ ታሪኽ ከውሕስ ዘብቅዖ ጺጋ እምበኣር፡ ስጡም ሃገራዊ ሓድነቱን ኣዝዩ ውዱብ ሱታፌኡ ኣብ ሃገራዊ ጉዳይን ኮይኑ፡ ከም ሓደ ጥሙር ፖለቲካዊ ሓይሊ ልዑል ብቕዓት ክውንን ዝኸኣሎ ኣገዳሲ ረቛሒ እዩ።

ሳልሳይ መግለጺ ብቕዓት መንእሰያት፡ ዕጥቂ እዩ። መንእሰይ ፖለቲካዊ ንቕሓትን ውዳበን ሃልዩዎ፡ ዕጥቂ ወይ መሳርሒ ዘይብሉ እንተኾይኑ፡ ህላወን ቀጻልነትን እቲ ዝውክሎ ሕብረተሰብ ውሕስነት የብሉን። ምኽንያቱ ህላወን ቀጻልነትን ብፖለቲካዊ ንቕሓት ጥራይ ክረጋገጽ ኣይክእልን እዩ። ኣብዚ ናይ ግብትናን ውርውራን ዓለም፡ ንቕሓት ምህላውን ረብሓታትካ ምፍላጥን ጥራይ ኣኻሊ ኣይኮነን። ረብሓታትካን መሰልካን ክትሕሉ ዘኽእለካ ዕጥቂ የድልየካ እዩ። ዕጥቂ ብዕጥቁ ብሉጽን ተወዳዳሪን ዕጥቂ። እንተዘይኮይኑ "ዕጥቂ የብሉን ወይ ዓቕሙ ትሑት'ዩ" ኢሉ ብድንጋጸ መሰልካን ረብሓታትካን ዘኽብረልካ ሓላዪ ወይ ዓለማዊ ሕጊ የለን። ዕጥቂ ማለት ብረት ጥራይ ማለት ኣይኮነን። ዕላማኻ ንምዕዋት ክትውንኖ ዘለካ ዝተፈላለየ መተዓየዪታት እዩ። ዕጥቂ ረቂቕን ግኡዝን ተባሂሉ ኣብ ክልተ ከፊልካ ክርአ ይከኣል፡ እቲ ረቂቕ….. ኣእምሮ ወዲ ሰብ እዩ። መርኣያታቱ ድማ፡ ኣካዳምያውን ሞያውን ፍልጠት፡ ዲሲፕሊን፡ ባህልን ክብርታትን ዝኣመሰለ እዩ። እቲ ግኡዝ ዕጥቂ ዝበሃል ከኣ፡ ኣብ ዘዝተዋፈርካሉ ዓውዲ፡ ዕማምካ ብኣድማዕነት ክትፍጽም ዘኽእለካ ዝተፈላለይ መሳርሒታት እዩ።

ብኣጋጣሚ ሓድሽ ዓመት 2014፡ ንቲ ቀንዲ ረቛሒ ድሕነትን ዕብየትን ተመሊስና ንምዝኽኻር ድኣ እምበር፡ እዚ ሓቂታት'ዚ መንእሰይ ኤርትራ ቀደም እዩ ተጋሂድሉ። ኤርትራዊ መንእሰይ ሃገራዊ መሰሉ ንምርግጋጽ ሓርነታዊ ቃልሲ ከበግስ እንከሎ ካብዚ ልክዕ ግንዛበ'ዚ እዩ ነቒሉ። ከምዝዝከር መሪሕ ጭርሖ ህ.ግ.ሓ.ኤ. "ሓፋሽ ይንቃሕ፡ ይወደብ ይዕጠቕ!" ዝብል እዩ ነይሩ። ኣብ ግብሪ ውዒሉ ድማ፡ ብውሑድ ሰባዊን ነገራዊን ጸጋታት ተኣምራታዊ ክትብሎ ዘድፍር ድንቂ ታሪኽ ሰሪሑ።

እዚ ሓቂ'ዚ ኣብ ዝኾነ ታሪኻዊ እዋን ዝቕየር ኣይኮነን። ሕጂ እውን፡ ብቕዓት ሕብረተሰብ ብደረጃ ንቕሓት፡ ውዳበን ዕጥቂን መንእሰያቱ እዩ ዝምዘን። መንእሰይ ድሕነትን ምዕባለን ሕብረተሰቡ ክውሕስ፡ ረብሓታቱ ብንጹር ክፈልጥ ዘኽእሎ ፖለቲካዊ ንቕሓት፣ ብጥምረት ናብ ሃገራዊ ዕላማ ክግስግስ ዘኽእሎ ሓያል ውዳበ፣ መሰሉን ረብሓታቱን ዝከላኸለሉ ዕጥቂ የድልዮ። ኣብ ህልዊ ኩነት ዓለም፡ እቲ እንኮ ብዓወት ዘመርሽ መስርሕ ወይ ኣገባብ ንሱ ጥራይ ስለዝኾነ። ተመሳሲልካን ተመሻኺንካን ወይ ኅባልል ኣያታት ሒዝካ ወይ ድማ ኣብ እምባ ተጸጊዕካ፡ ህላወኻን ረብሓታትካን ምውሓስ ዝከኣል ዝመስሎም ገለ የዋሃት ኣይሰኣኑን ይኾኑ። ካብዚ ጸቢብ ኣመለኻኽታ'ዚ ብምብጋስ ከኣ፡ ንቲ ተሪር ግን ከኣ ሓቀኛን ዕውትን መገዲ ረጥሪጥካ፡ ካልእ ሜላታት ምንዳይ ይሓይሽ ዝብል ርእይቶ ክህልዎም ይኽእል። እዚ ግን ሰፊሕ ግንዛበ ካብ ዘይምህላው ዝነቅል ሰንኰፍ ኣተሓሳስባ እዩ። እቲ ክውን ሓቂ ትማሊ፡ ሎሚ፡ ጽባሕ ፈጺሙ ዝቕየር ኣይኮነን። እቲ እንኮ መገዲ ዓወትን ክብረትን - እቲ ረዚን ዋጋ ዝተኸፍሎ - ብኡ መጠን ልዑል ክብረት ዘጎናጽፈና መገዲ ቀደምና ጥራይ እዩ! ሕጂ'ውን መንእሰይ ይንቃሕ፡ ይወደብ፡ ይዕጠቕ! ድሕነትን ክብረትን ረብሓን ሕብረተሰቡ ኣብ ዘይድፈር ጽላል ኬጽልል!!

## መለበሚ ኣይኽላእካ.....

# ዞባናን ዝቕሰሞ ተሞኩሮን

ኣብ'ዚ ዘለናዮ ዘመን፡ ዘይዓግብ ሽውሃት ግብትና፡ ጠገለ ዘይብሉ ዝምታን ብልሽውናን፡ ርግጽት ሕጊ፡ ስእነት ማሕበራዊ ፍትሒን ግዕዝይ ምሕደራን ዓሚቑ ቁጠባውን ፖለቲካውን ቅልውላዋት እናፈጠረ፡ ሰፊሕ ህዝባዊ ናዕብታትን ግጭታትን ከኸትልን ከቢድ ዕንወትን ሕንፍሽፍሽን ከስዕብን ዕሊታዊ እንዕዘቦ ዘለና ክስተት እዩ። ኣብ ዝተፈላለየ ከባቢታት፡ ደቂ ሓንቲ ሃገር ክነሶም ብዓሌት፡ ወገን፡ ሃይማኖትን ካልእ ደቂቕ ማሕበራዊ ኣቃውማታትን ተጎዳጒሎም፡ ሓድሕድ ኣብ ምጥቕቓዕን ምቅትታልን ዝርከቡ ኣህዛብ ውሑዳት ኣይኮኑን። በዚ ምኽንያት፡ ሎሚ ኣብ ዓለምና ቀሲንካን ኣስተርሒኻን ክትነብረሉ እትኽእል፡ ሰላምን ቅሳነትን ዝዓሰሎ፡ ጸጥታዊ ውሕስነት ዘለዎ ስፍራ እናውሓደ'ዩ ዝኸይድ ዘሎ።

"ዕግርግር ዕዳጋ፡ መፍቶ ሰራቒ" ከምዝበሃል፡ ካብ ከምዚ ዝኣመሰለ ቅልውላውን ህውከትን "ንረብሕ ኢና" ዝብሉ ገበትቲ ሓይልታት ዓለምና፡ ነቲ ኣብ ዝተፈላለያ ሃገራት ዝተኸስተ ዘቤታዊ ጸገማት ንምትሕልላኽን ማሕበራዊ ስኢትን ርግኣትን ዘውሕስ መበቈላዊ ባህሊን ኣነባብራን ሕብረተሰባት ንምብሕጓግን ዝገብርዎ ዘለዉ ምትእትታዋት፡ እቲ ካልእ ነዚ ከኑትዚ ዘጋድድ ዘሎ ዝዓበየ ረቛሒ እዩ። እዞም ሓይልታት እዚኣቶም፡ ብስም ፖለቲካዊ ብዙሕነት፡ ደሞክራሲን ሰብኣዊ መሰላትን፡ ሓርነት ውዳብ ሲቪላዊ ማሕበረሰብ፡ ናጽነት እምነትን ፕረስን ካልእን ዝንስንስዎ መርዚታት፡ በዚ መገዲ'ዚ ስልኳታት ብምፍጣር ኣብ ውሽጣዊ ጉዳይ ህዝብታት ዝገብርዎ ደረት ኣልቦ ምትእትታዋት፡ ፖለቲካውን ማሕበራውን ርግኣት ዘረገ፡ ህውከትን ዘይምርግጋእን ኣብ ምግዳድ ዝጻወቶ ዘሎ ተራ ብቐሊሉ ዝግመት ኣይኮነን።

ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ ዓለማዊ ኩነት፡ ንሕና'ኸ ኣብ ከመይ ኩነታት ንርከብ? ኢልካ ተመሊስካ ንኑብስኻ ምርኣይ፡ ብልጫታትካ ዓቒብካ ስክፍታታትካ ንምውጋድ ዝሕግዝ ኣገዳሲ ገምጋም እዩ። ናብ ውሽጣዊ ኩነታትና ቅድሚ ምምጻእ ግን ብውሑዱ ንሕሉፍን ህልዊን ኩነታት ናይዚ ኣኽቢብና ዘሎ ዞባ ብሕጽር ዝበለ ምርኣይ ኣገዳሲ ይኸውን።

ከምዝፍለጥ ኣብ መፋርቕ ዝሓለፈ ዘመን፡ ኤውሮጳዊ መግዛእቲ ድሕሪ ምብቃዕ፡ ቀርኒ ኣፍሪቃ ብቐጥታ ናብ ኲናትን ዘይምርግጋእን እዩ ኣምሪሑ። ዘይሕጋዊ ጎበጣ ኤርትራ ዘስዓቦ ነዊሕ ሓርነታዊ ኲናት፤ ብሰንኪ ኦጋዴን ዝተላዕለ ኲናት ሶማልን ኢትዮጵያን፤ ግጭት ሰሜንን ደቡብን ሱዳን፤ ውሽጣዊ ፖለቲካውን ዕጥቃውን ተቓውሞ ህዝብታት ኢትዮጵያ (ትግራይ፡ ኦሮሞ፡ ዓፋር፡ ሶማልን ካልኦትን)፤ ዕልዋታት መንግስቲ ኣብ ሱዳን፡ ኢትዮጵያን ሶማልን፤ ብልሽውና፡ ዘይፍትሓውነትን መጋበርያነትን ተኸታተልቲ ስርዓታት ኢትዮጵያ፡ ጅቡቲ፡ ኬንያ፡ ሶማል፡ ሱዳን፡ ኡጋንዳ፤ ገለ ካብቲ ንልዕሊ ፍርቂ ዘመን ሰላምን ቅሳነትን ቀርኒ ኣፍሪቃ ዘረገ ወርቃዊ ግዜን ዕድላትን ህዝብታትዚ ዞባ ዘባኸሸ ፍጻመታት ኮይኑ፡ ግዳማዊ ምትእትታው



ርእሱ-ሓያላን ድማ ነቲ ጸገም ዝያዳ ዘብኣሶ ረቛሒ እዩ።

ኣብ 1991 ድሕሪ 30 ዓመታት ደማዊ ኲናት፡ ህዝቢ ኤርትራ ልኡላውነቱ ተጎናጺፉ፡ ስርዓት ደርግ ካብ ስልጣን ምስተኣልየ፡ ኣብ መንጎ መንግስቲ ኤርትራን ስልጣን ዝጨበጠ ሓድሽ መንግስቲ ኢትዮጵያን ዝሓሸ ዝምድና ስለዝተቐልቀለ፡ ቀርኒ ኣፍሪቃ፡ ካብ ጸልማት ዘመን ወጺኡ ብሩህ መጻኢ ከማዕዱ ተስፋ ተሓቢሩሉ ነይሩ። እንተኾነ ልክዕ ኣብቲ ዓመት'ቲ፡ ስርዓት ሲያድ ባረ ብምውዳቑ፡ ሶማል ናብ መትሓዚ ኣልቦ ጃንዳዊ ፖለቲካን ኲናት ሓድሕድን ክትሸመም እንከላ፡ ኣብ ሱዳን ዝተላዕለ ጥሩፍ ሃይማኖታዊ ፖለቲካ፡ ንጸጥታ ኤርትራ፡ ኢትዮጵያ፡ ኬንያን ኡጋንዳን ብቐጥታ ስለዝጸለዎ፡ ሱዳን ምስ ከባቢኣ ሃገራት ኣብ ምፍጣጥ ኣትያ። ብውሽጢ ድማ፡ ፖለቲካዊን ዕጥቃውን ተቓውሞ ህዝቢታት ሱዳን፡ ኣብ ደቡብን ምብራቕን ከምኡ እውን ኣብ ምዕራብ፡ ዞባ ዳርፎር ተበራቲዑ።

ብዘይካ'ዚ፡ ኣብ ኢትዮጵያ፡ በትረ ስልጣን ዝጨበጠ ጉጅለ ወያኑ፡ ስልጣኑ ጸቢብ ጉጅለኣዊ ረብሓታት ኣብ ምርግጋጽ ስለዘቕንዩ፡ ብህዝቢ ኢትዮጵያ ተቐባልነት ስኢኑ፡ እታ ሃገር ብውሽጣ ስኽነት ክትረክብ ኣይከኣለትን። በዚ ድማ ኣብ ዝተፈላለየ ከባቢታት ናይታ ሃገር ካብ ቅድም ኣትሒዙ ዝነበረ ተቓውሞታት ዳግም ክበራብር ጀሚሩ። ኣብ መወዳእታ፡ ስርዓት ወያነ ኣብ 1998 ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ቅሉዕ ወራር ድሕሪ ምፍጻሙ፡ ከምኡ'ውን ሃገራትዚ ዞባ ብባርኾት ምምሕዳር ኣመሪካ ኣብ ታሕሳስ 2006 ሰራዊተን ብቕሉዕ ኣብ ሶማል ድሕሪ ምውፋረን፡ ቀርኒ ኣፍሪቃ ናብቲ ዝነበሮ ጸልማት ዘመን ተመሊሱ።

ከም ውጽኢት ናይዚ ታሪኻዊ ድሕረ-ባይታ'ዚ ቀርኒ ኣፍሪቃ፡ ብኹሉ መዳያዊ ዕብየት ኣብ ዓለምና ጭራ ተሰሪዑ ዝርከብ ዞባ'ዩ እንተተባህለ፡ ነቲ ክውን ሓቂ ምምስካር ጥራይ እዩ። እዚ ግጭታት'ዚ ብዘስዓቦ ድሕረት፡ ተፈጥሮኣዊ ሃብቲን ኣከባብን ናይዘን ሃገራት ብቕጥዒ ኣልቦ መገዲ እናበረሰ፡ ምሉእ ብምሉእ ኣብ ዝናም ዝምርኮስ ሕርሻዊ ንጥፈት ብተደጋጋሚ ደርቂ እናተጠቕዐ፡ ህዝብታት'ዚ ዞባ ካብ እዋን መግዛእቲ ብዘኸፍአ መልክዕ ንጥሜት፡ ሕማም፡ ድሕረት፡ ድኽነትን ስደትን ተቓሊዖም ይርከቡ።

እዚ ኩነት'ዚ ኣብ ሓጺር ግዜ ዝቕየር ኣይመስልን። ዞባና፡ ሎሚ እውን ዝያዳ ኻልእ እዋን ኣብ ኣዝዩ ተሃዋሲ፡ ጽንኩርን ፈታንን መድረኽ እዩ ዝርከብ። ኣብ ሶማል ዘሎ ዛጊት ፍታሕ ዝተሳእኖ ሕንፍሽፍሽ፡ እቲ ዝዓበየ ብደሆ ናይዚ ዞባ'ዚ እዩ። ምትእትታው ግዳማውያን ሓይልታት፡ ነዛ ኣብ ኣፍሪቃ ዝሓሸ ረቛሒታት ናይ ስምረት ዝነበራ ሃገር፡ ኣብ ዝተሓተ ደረጃ ምምቕቓል ኣውሪዱዋ፡ ከቢድ ሰብኣዊ ቅልውላው እዩ ኣኸቲሉ። ኣብ ኢትዮጵያ፡ ሱዳንን ካልኦት ሃገራት ዞባናን ዘሎ ዘቤታዊ ኩነታት እውን ዘቕስን ኣይኮነን። ኣብ ኩሉ ኩርናዓት ኢትዮጵያ እናበርትዐን እናሰፍሐን ዝመጽእ ዘሎ ፖለቲካዊን ዕጥቃዊን ተቓውሞታትን ውሽጣዊ ምብልላዕ ስርዓት ወያንን፡ ነዊሕ ኣብ ዘይኮነ ግዜ ክወልዶ ዝኽእል ምዕባሊታት ኣዝዩ ኣሰካፊን ክትግምቶ ዘጸግምን እዩ። ኣብ ሱዳን ዘሎ ሃዋህው ብሰንኪ ሓላላኺ ተራ ግዳማውያን ሓይልታት፡

ከምኡ'ውን ኣብ ኣፈታትሓ ዘቤታዊ ሽግራት ክፍጽም ብዘጸንሐ ጌጋታት፡ ከቢድ ብደሆታት ይጸበዮ ኣሎ። ደቡብ ሱዳን ምስ ብዙሕ ውሽጣዊ ጸገማታ ኣብ ዞባና ሓዳስ ሃገር ኮይና ድሕሪ ምቕልቃላ፡ ክልተ ዓመት ኣብ ዘይመልእ ግዜ ናብ ኲናት ሓድሕድ ዝሸምም ኀደና ተምርሕ ኣላ። ኣብ ዳርፉርን ካልእ ከባቢታት ሱዳንን ከኣ፡ ካልእ ገና ፍታሕ ዘይተረኽቦ ዓቢይን ኣሻቓልን ጉዳያት ኣሎ። ብሓፈሻ ኣብ ኢትዮጵያ፡ ሱዳን፡ ኬንያ፡ ኡጋንዳ፡ ጅቡቲን ሶማልን ዘሎ፡ ውሑዳት ካብ መጠን ንላዕሊ ሃብቲ ዘኻዕቡትሉ፡ ብዙሓት ደማ ብሕሰም ድኽነት፡ ሕማምን ጥሜትን ዝግረፍሉ ፍትሒ ዝጎደሎ ማሕበረ ቁጠባዊ ኩነታት፡ ምስቲ ስውሩን ድጉልን ፖለቲካዊ ግድላት ናይዘን ሃገራት ተደሚሩ ዓቕርዎ ዘጸግዝ ዘሎ ሓደጋ ንምግማቱ ኣየጸግምን።

እዚ ኣብ ጎረባብትና ሃገራት ዝርከብ ኣዝዩ ኣሻቓሊ ኩነታት፡ ብሰንኪ ዘይቅንዑን ሓልዮት ህዝብታት ዞባና ዘይብሉን ፖሊሲታት ዓበይቲ ሓይልታት ዓለምና ዝተጋደደ እኳ እንተኾነ፡ ብቐንዱ ግን ውጽኢት፡ ሰንኮፍ ሃገራዊ ጥምረትን ንግዳማዊ ምትእትታው ዝዕድም ዘቤታዊ ድኻማትን እዩ።

ኣብዚ ብጣዕጪትን ዝተፈላለየ ፖለቲካዊ ቅልውላውን ዝሕመስ ዘሎ ዞባ ቀርኒ ኣፍሪቃ ምስልና ምስሊ ኤርትራውያንከ ከመይ'ዩ ኢልካ ምሕታት እምበኣር ብልጫታትካ ክትዕቅብ ስለዝሕግዝ ኣዝዩ ኣገዳሲ እዩ። ህዝቢ ኤርትራ ውሽጣዊ ሰላሙን ጸጥታኡን ብብቕዓት ክሕውስ ዝኸኣለ ህዝቢ ይኹን እምበር፡ እዚ ዝተጠቕሰ ዞባዊ ኩነታት ብቐጥታ ክጸልዎ ግድን እዩ። ከም ኣካል ፖለቲካዊ ቅልውላው ቀርኒ ኣፍሪቃ፡ ኣብ ዝሓለፈ ልዕሊ 15 ዓመታት፡ ብግዳም ኣብ ልዕሊ ህዝቢ ኤርትራ ክፍተን ዝጸንሐ ወተሃደራዊ፡ ፖለቲካዊ፡ ጸጥታዊን ቁጠባዊን ተጻብኦታትን ሽርሒታትን፡ ብቐሊል ዝግመት ኣይነበረን። ህዝቢ ኤርትራ ግን፡ ሳላ'ቲ ብዙሓት ሕብረተሰባት ክውንንዎ ዘይክኣሉ፡ ሃገራዊ ጥምረቱን ንቕሓቱን፡ ንኹሉ ብግዳም ዝተኣልመ ውዲታትን ሽርሒታትን ብቐሊሉ እናበርዓኖ ክመጽእ ጸኒሑ ኣሎ።

በዚ ምኽንያት ኤርትራ፡ ኣብዚ ዞባ፡ እታ እንኮ፡ ውሽጣዊ ሰላም፡ ርግኣትን ሃገራዊ ወሀደትን ኣውሒሳ፡ መዝሙር ስኢት እናዘመረት፡ ኣብ ህንጸት ሃገር ተጸሚዳ እትርከብ ሃገር እያ ክበሃል ይከኣል። ሳላ'ዚ ዘቤታዊ ጸጋ'ዚ ድማ፡ ህዝቢ ኤርትራ ሃሙን ቀልቡን ኣብ ልምዓት ኣቕኒዑ፡ ኣብ ዕዮ ገዛኡ ክጽመድ፡ ብተዛማዲ ዝሓሸ ዕድል ረኺቡ ኣሎ ክንብል ንኽእል። እዚ ዕድል'ዚ፡ ብቐንዱ ውጽኢት ናይቲ ኣብ ሃገራዊ ቃልሲ ብሓባራዊ መስዋእቲ ዝተኹስኰሰ ተረር ሃገራዊ ሓድነትን ምዕቡል ፖለቲካዊ ባህልን እዩ። ኤርትራ ነዚ ዘሓብን ጽኑዕ ሃገራዊ ስኢት ክትፈጥር ምኽኣላ ጥራይ ዘይኮነ፡ ጽግዕተኛነት ወጊድ ኢላ፡ ብመትከል ርእሰ ምርኮሳ ሃገራዊ ህንጸት ብምስልሳል፡ ንማሕበራዊ ፍትሒ ድልዱል ባይታ ኩተንጽፍ ዘንቀደት ሃገር ምዃና፡ ነቲ ዘለዋ ጸጋ ዘውሕስ ካልእ ዝዓበየ ረቛሒ እዩ።

ካብ ተሞኩሮናን ተሞኩሮ ካልኦት ዕውታት ህዝብታትን ከምእንግንዘቦ እምበኣር፡ ውሕስነት ህላወ፡ ቀጻልነትን ምዕባለን ሓደ ሕብረተሰብ ብቐንዱ ሃገራዊ ጥምረት፡ ፖለቲካዊ ብቕዓትን ንቕሓትን እዩ። ዕውት ህዝቢ፡ እቲ ብዙሕ ዝቕጽሩ ወይ ዝዒፍ ባህርያዊ ጸጋ ዝውንን ዘይኮነ፡ እቲ ስሙርን ብሉጽ ሃገራዊ ክብርታት ዝውንንን ልዑል ፖለቲካዊ ብቕዓት ዘለዎን ህዝቢ እዩ። ናይ እዋን ቃልስን ናይ ድሕሪ ናጽነትን ታሪኽና፡




ናይዚ ሓቒዚ ጉሉሕ ምስክር እዩ። ከመይሲ ሳላ ውሽጣዊ ጥምረትናን ሓያል ውዳበናን ኢና፡ ናብ ዘይጽዓድ ሓይሊ ተቐይርና፡ ንኹሉ ዘይክኣል ዝመስል ምረትን መስገደልን ሰጊርና፡ ዝተፈላለየ ሽርሒታት መኪትና ህላወናን ቀጻልነትናን፡ ሰላምናን ጸጥታናን ከነውሕስ በቒዕና ዘለና።

ብኣንጻር'ዚ ዝተጠቕሰ ንሓይልን ብቕዓትን ሃገር ዝውስን ረቛሒ፡ ሰንኮፍ ሃገራዊ ጥምረትን ድኹም ፖለቲካዊ ብቕዓትን፡ እቶም ቀንዲ ጠንቂ ውድቀት ሕብረተሰባት ምዃኖም ታሪኽ ዓለምና ደጋጊሙ ዘረጋገጾ ካብ ከባቢና ዘሎ ህልዊ ኩነታት ደጊሙ ዘረጋግጾን ዘሎ ሓቂ እዩ። ጠንቂ ድኻምን ውድቀትን፡ ሓይልን ብርትዐን ግዳማዊ ተጻብኦ ኣይኮነን። እዚ ሓቒዚ ኣብ ዝኾነ መድረኽ ናይ ታሪኽ ፍጹም ተቐይሩ ኣይፈልጥን። ንመጻኢ እውን ዝቕየር ኣይኮነን። ሕብረተሰብ ብውሽጡ እዩ ዝደክምን ዝዓኑን። ግዳማዊ ተጻብኦ ኩሉ ሳዕ ካልኣዊ እዩ።

ኤርትራውያን፡ ኣብ ቅድሚ ግሁድን ዘይግሁዱን ዞባዊን ዓለማዊን ተጻብኦ ጸኒዕና ደው ክንብል ዘኽኣለና ረቛሒ፡ እቲ ብሓያል ሃገራዊ ሓድነትን ስኢትን ዝልለ ፖለቲካዊ ባህልናን ብቕዓትናን እዩ። ብሕጂ ዝጸበዩና ብደሆታት ሰጊርና ኣብቲ እንደልዮ ዕላማ ንምብጻሕ ከኣ፡ እዚ ቀንዲ ምስጢር ዓወትና ዝኾነ ጸጋ'ዚ ክዕቀብ ጥራይ ዘይኮነ ዝያዳ እናሰሰነ፡ ባህሊ መንእሰይ ወለዶ እናኾነ ክኸይድ ክኽእል ኣለዎ። ክንዲ ዝኾነ መንእሰያት፡ ብፖለቲካዊን ስነሓሳባዊን ስራሕ ነዚ ዘሓብን ሃገራዊ ጸጋ'ዚ ምዕቃብን ምምዕባልን ዝያዳ ኹሉ ክንጽዕረሉ ዝግብኦ ጉዳይ እዩ።

ምስጢር ዓወት ኩሉ ሳዕ ውሽጣዊ ጽሬትን ብርትዐን እምበር ድኻም ተጻባኢቲ ኣይኮነን። ኣዝዩ ዕውትን ተኣምራታዊን ቅያታትና፡ ጸላእትና ድኹማት ስለዝነበሩ ዝተረኽበ ዘይኮኑ፡ ጥምረትናን ብርታዐናን፡ ልዕሊ ሓይሎምን ሓይሊ ዘራያቶምን ጸብሊል ስለዝበለ እዩ።

ለባማት ኣቦታትና ክምስሉ፡ “ኣብ ኢድካ ዘሎ ወርቂ ዳርጋ ጩርቂ” ይብሉ። እዚ ምስላ'ዚ፡ ኣዕሚቑ ንዘስተንተኖ፡ ካብ ውልቃዊ ክሳብ ሕብረተሰባዊ ህይወት ክትርጎም ዝኽእል ዓቢይ ፍልስፍና እዩ። ምኽንያቱ ሰባት ዝበዝሕ ግዜ ዝጎደሎም እንተዘይኮይኑ፡ ኣብ ኢዶም ንዘሎ ኣይጽብጽቡን እዮም። ዘለዎም ብልጫ ከም ውህቡን ብቐሊሉ ዝርከበን ጌሮም ስለዝውስድዎ ኣየድንቕዎን ጥራይ ዘይኮኑ ዋጋ እውን ኣይህብዎን። ጸጋኦም ብልክዕ ዝግንዘብዎን ዘድንቕዎን፡ ካልእ መነጻጸሪ ኩነት ብግብሪ ኪጋጥሞም ወይ ብግዕዶ ክዕዘቡ እንከለው ጥራይ እዩ።

ህልዊ ዞባዊን ዓለማዊን ክውንነት ዘዘኻኽረና ሓደ ዓቢይ ቁም ነገር እንተሎ እምበኣር፡ ነቲ ከም ውጽኢት ዘሓብን ሃገራዊ ክብረታትና ከረጋግጾ ክኢልና ዘለና ሕብረተሰባዊ ርግኣትን ወሀደትን፡ ከድንቖ ጥራይ ዘይኮነ፡ ክንዕቅቦን ዝያዳ ከሐይሎን ከምዘለና እዩ። ምኽንያቱ፡ ርግኣትን ወሀደትን ምስ ዕላማ ገበትቲ ሓይልታት ዘሳኒ ብዘይምዃኑ፡ ኣዒንቲ ቀናኣት ክስሕብ ባህርያዊ እዩ። ክንዲ ዝኾነ መንእሰያት፡ ንዘሎና ጸጋታት ሃገራዊ ስኢትን ሓድነትን ምፍላጥን ምድናቕን ጥራይ ዘይኮነ ንኽይብሕጎግ ኣጺኒዕና ክንሕልዎ ይግባእ። ህዝቢን መንግስቲን ብሓባር፡ ኣውራ ድማ መንእሰያት ነቶም ርግኣትን ቅሳነትን ክዘርጉ ዝኽእሉ ሽርሒታትን ሜላታትን ብንቕሓት ምስ ዝምክትዎም ከኣ፡ ብመስዋእቲ ዝተኻደቀ ኣውሓሲ ርግኣትን ጸጥታን ስልጡን ፖለቲካዊ ባህልና ኣብ መስመሩ ብምጽናዕ፡ ምህርቱ፡ ደረት ኣልቦ ምዕባለን ብልጽግናን ከምዝኸውን ርጉጽ እዩ። ሃገራዊ ስኢት ጽላል ኩለንተናዊ ዕበየት ስለዝኾነ!!

## ደሃይ ማሕበር

# ኣቦ-መንበር ሃማመተኤ ሰሚናር ኣካይዱ



ሃማመተኤ ካብ 13-16 ታሕሳስ መንእሰይ ይንቃሕ፡ ይወደብ ይተዓጠቕ ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ ዓመታዊ ገምጋም ስራሕ ኣካይዱን ናይ ዝቕጽል ዓመት ውጥን ስራሕ ሓንጺጹን።

ኣቦ'ቲ 300 ዝኾኑ ሓለፍቲ፡ ካድራትን ወከልቲ መንእሰያትን ዝተሳተፍዎ ኣኼባ፡ ኣቦ-መንበር ሃማመተኤ ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን ብዝሃቦ ሰፊሕ ሰሚናር'ዩ ፈሊሙ።

ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን፡ ሃማመተኤ ንልኡላውነትን ረብሓ ሃገርን ዝቃለስ ማሕበር ስለዝኾነ፡ ኣብ ሓድሽ መድረኽ መንእሰያት ምንቃሕ፡ ምውዳብን ምዕጣቕን ኣውራ ዒላማኡ ገይሩ ክሰርሕ ብሓድሽ ውዳበን ዳግመ-ስርርዕን ተበጊሱ ከም ዘሎ ገሊጹ።

ሃማመተኤ መቐጸልታ ናይ'ቲ ኣብ ትሕቲ ጽላል ህዝባዊ ግንባር ብ1978 ኣብ ከረን ዝቖመ ሃገራዊ፡ ተቓላሲ፡ ፖለቲካዊ ማሕበር ምዃኑን፡ ኣብቲ እዋን ብሃገራዊ ውዳበን ጥምረትን ክበገስ ከሎ ድማ ቅድሚኡ ዝሰበሩ ንሃገራዊ ንቕሓት ዘበርኽ መሰረት ቃልሲ ዝኾኑ ተበዓት ምንቅስቓሳትን ውዳበታትን ናይ ኤርትራውያን ተመሃሮን መንእሰያትን መሰረት ዝገበረ ምንባሩ ዘዘኻኸረ ብጻይ ሳልሕ፡ ድሕሪ ምርግጋጽ መላእ ሓርነትና'ውን እንተኾነ፡ ሃማመተኤ፡ ኑቡሱ ምስ'ቲ ሓድሽ ናይ ልምዓትን ህንጻትን መድረኽ ብምቅናይ ክሰርሕ ከም ዝጸንሐ ኣረዲኡ።

ብጻይ ሳልሕ ኣብ ዝመጽእ ዘሎ ሓድሽ ዓመት 2014 ኣብ ምዕቃብን ምሕያልን ክብርታት፡ ኣፍልጦ መንእሰያት ኣብ ምዕባይ፡ ኣብ ምኽሕኳስ ሃገራውነትን መሰል መንእሰያት ኣብ ምርግጋጽን ብዝሓየለ ክሰርሕ ተበጊሱ ከም ዘሎ ኣረጋጊጹ።

ጉዳይ መንእሰይ፡ ጉዳይ ሃገርን ህዝብን'ዩ፡ ተራን ቦታን መንእሰያት ምርግጋጽ'ውን ሓላፍነት ግንባርን መንግስትን ሕብረተሰብን'ዩ ዝበለ ብጻይ ሳልሕ፡ ሃማመተኤ ንመንእሰያት ከንቅሕ፡ ክውድብን ከዕጥቕን ተበጊሱ ኣብ ዘለወሉ እዋን፡ እቲ ማሕበር ብፖለቲካ፡ ብስነ-ሓሳብ፡ ብስነ-ሰእምሮን ብቑጠባን ክሕይል ስለዘለዎ፡ ኩሎም ኣካላት ኣብ ምሕያል ማሕበር ተራኦም ክጻወቱን ንኣድማዒ ውጽኢት ወሁድ ወፍሪ ኣብ መንእሰያት ክግበርን ተላቢዩ።

ተሳተፍቲ መንእሰያት ብወገኖም፡ ኣብ'ቲ ዝተዋህቦም ሰሚናር ኣድናቖቶም ብምግላጽ ኣብ ምዕዋት መደባት ማሕበር ዘለዎም ድሉውነት ኣረጋጊጾም። (ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን ናብ ዞባታት ብምውራድ'ውን ኣብ ዝተፈላለዩ ኣርእስታት ዘተኮረ ሰሚናር ከካይድ ጸኒሑ ኣሎ)

ድሕሪ ሰሚናር፡ ኣብ ዓመተ 2013 ብሕልፊ ድማ ኣቦ'ተን ዝሓለፉ ሰለስተ ኣዋርሕ ዝተኻየዱ ንጥፈታትን መስርሕ ዳግመ-ስርርዕን ብደቂቕ ተገምጊሙ። እቲ ብሓለፍቲ ዞባታትን ክፍልታትን ናይ'ቲ ማሕበር ዝተገብረ ገምጋማዊ ጸብጻብ፡ ማሕበር ኣብ ዝሓለፈ ዓመት ከካይዶም ካብ ዝወጠኖም ስርሓት፡ ኑቶም ብኸፊል ዘይተዓወተሎም ንጥፈታት ንምልላይን ንዘተራእዩ ሃጓፋት ዓቢስካ ንቕጻሊ ብኣድማዕነት ንምዕያይ ብዝሕግዝ ኣገባብ'ዩ ቀሪቡ።

ኣብ ውጥን ስራሕ 2014 ኣመልኪቱ ድማ፡ እቲ ማሕበር ዓይነታውያን መንእሰያት ንምህናጽን ብቑዓት ሓላፍነታውያን ካድራት ንምምልማልን ብዕቱብ ክሰርሕ ምዃኑ ኣረጋጊጹ። ዝዓበየ ጸጋኡ ኣብ ምስልጣንን ምክትታልን ሕመረታት ካድራት፡ ኣካየድቲ ኣካልን ብምቕናዕ ኣብ ኣብያተ ትምህርቲ 2ይ ደረጃ፡ ኮለጃትን ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎን ኣባላት ሃገራዊ ኣገልግሎትን ብኣተኩሮ ክሰርሕ መደባት ሓንጺጹ ከም ዘሎ በሪሁ።

ከምቲ ዝደለ ክሰርሖ ዘይጸንሖ ማእከላት ብምህናጽን በብደረጃኡ ዝተማልአ መሳለጥያ ብምዕጣቕ ናይ ብሓቂ ማእከል ስሕበት መንእሰያት ንምግባርም ክሰርሓሉ ምዃኑን ነዚ ዝከታተል ሓድሽ ክፍሊ ቀይሙ ምህላዉ'ውን ኣቦ'ቲ ኣኼባ ነጺሩ።

ከም ኣካል ናይዚ ንሰለስተ መዓልታት ዝቐጸለ ኣኼባ፡ ተሳተፍቲ ኣብ ጉጅለታት ተመቒሎም ማሕበር ከምቲ ዝደለ ንመሰላት መንእሰያት ዝቃለስን ዝውክልን ንምግባሩ ብዕምቈት ድሕሪ ምክታዕን ምዝታይን ሓገዝቲ ሓሳባት ፈሲሶሎም።




ድሕሪ ዝቐረበ ጸብጻብን ውጥንን ማሕበር፡ ኣቦ-መንበር ሃማመተኤ ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን ኣብ ዝሰምዖ ቃል፡ ሰባዊ ዓቕሚ ሃማመተኤ ውሑስ ጸጋኡ ምዃኑ ብምዝኽኻር፡ ተወጢኖም ዘለዉ መደባት ንምትግባር መንእሰያት መሪሕ ተራ ክጻወቱ ተላብዩ።

ገምጋማዊ ጸብጻብን ውጥን ስራሕን ዝሰምዐ ፈጻሚ ኣካል ሃማመተኤ፡ ናይ ዓመተ 2014 ውጥንን ባጀትን ብዕምቈት ርእዩ ድሕሪ ምጽዳቑ፡ ሓላፊ ፖለቲካዊ ጉዳያት ህግደፍ ብጻይ የማነ ገብረኣብ፡ ንንጥፈታት ማሕበር ኣብ ዘሐይሉ ነጥብታት ኣተኩሩ ብዝሃቦ መብርሂ'ዩ እቲ ኣኼባ ብ16 ታሕሳስ ቅ.ቐትሪ ተዛዚሙ።

# ውጥን መርሐ ዓወት

*ኢንጅ. ርስቶም በረኸት*

ዓለም ካብ ዝኾነ እዋን ንላዕሊ ትፈጥን ኣላ። ተክኖሎጂያዊ ምዕባለን ፍልጠትን ካብ ግዜ ናብ ግዜ እናረቐቐ ይኸይድ ኣሎ። ዓውለማ እወታውን ኣሉታውን ሸነኻቱ ኣኸቲቱ ነዛ ሰፋሕ ዓለም የጽብባ ኣሎ። ዕድላት ይበዝሓ ብድሆታት ድማ ማዕረኦም ይበዝሓ ኣለዉ። መንእሰያት፡ ምስዛ ትፈጥን ዘላ ዓለም ክንፈጥን መድረኻዊ ሓላፍነት ኣለና። ሓላፍነትና ዘንጊዕና ዓለም ጠንጢናትና እንተኸይዳ ኸኣ ናይ ብኹረትና ሓላፍነት ተሰከምቲ ንኸውን። በላሕትን ተወዳደርትን ክንከውንን ምስ ረቂቕ ተክኖሎጂያዊ ምዕባለ ክንስጉምን እዋናዊ ጠለብዩ። ቅድሚ ናብ ባሕሪ ዓውለማ ምእታውና ንቑሓትን ትኩራትን ክንከውን ይግባእ። ልዕሊ ኹሉ ግና ብቑዓት ኴንና ንኽንርከብ ዓቕምና ንምሕያል ዘይተቖጠበ ጻዕሪ ክንገብር የድሊ። ኣብ ባሕሪ ዓውለማ ንኸይንጥሕል ምሕንባስ ክንለማመድ ይግባእ። ምሕንባስ ጥራይ'ውን ኣኻሊ ኣይኮነን። ኣብ'ቲ ባሕሪ ብዙሓት ዝጠቕመናን ዘይጠቕመናን ምርጫታት ከምዘለዉ ክንግንዘብ የድልየና። ነቶም ዝጠቕሙና ንጥበቖም፡ ነቶም ዘዩርብሑና ኸኣ ንፈንፍኖም። ኣንፈት ማዕበላት ዓውለማ ብኢጋኡ ምልላይ ኣገዳሲ'ዩ። ማዕበላቱ ሓያላትዮም። ንቕሓትናን ፍልጠትናን እንክብርኽ ናብ ዝበረኸ መሳልል ምዕባለን ዕቤትን የውጽኡና። እንተዘንጊዕናን ተዳህሊልናን ከኣ ናብ ዝተሓተ መዓሙቕ ጥፍኣት ይነቑቱና።

መንእሰያት፡ ልዕሊ ዝኾነ ኣካል ሕብረተሰብ ረባሕቲ ወይ ግዳያት ናይዚ መድረኽ ኢና። ብልሒ ሴፍ ዓውለማ የብልሓና ወይ ይቖርጸና። ምስ ዝፈሰ ንፋሱ ናብ ዝተመራሕናዮ ንግስግስን ብዘይርእስና ንንቀሳቐስን እንተኼንና ብልሒ ሴፍ ዓውለማ ዝንሕፈና ኣይኮነን። ኣብ መትከልና ጸኒዓት ኣንቢብትን ንፍልጠት ሃሰፍ በሃልትን እንተኼንና ግና ብልሒ ሴፍ ዓውለማ ይስሕለና። ንመጸኢ ክንብለጸሉን ዕዉታት ክንከውንን ሓያል ናይ ምስትብሃል ዓቕሚ ክህልወና የድሊ። መጸኢ ከም ጸሓይ ቀትሪ ኳዕ ኢሉ ክርኣየና ይግባእ። ንመጸኢ ከም ኩቡዲ ኢድና ክነንብቦ፡ ከምዛ ለሚ ክንዕዘቦ፡ ከዕልሎ ከዘራርቦ፡ ኣንፈትና ፈሊጥና ብውጥን ክንቀርቦ ልቦና'ዩ። ኣብ መጸኢ ንጹር ሸቶ ኣቐሚጥና ንምጭባጡ ብውጥን ክንምርሸ ለበዋ ኣይንጸበ። ውጥን መርሐ ዓወት ስለዝኾነ።

ነፍሲ-ወከፍ ሰብ ክበጽሖ ዝደሊ ሸቶ ክህልዎ ተመራጺ'ዩ። ሸቶና ናይ ርሑቕ ወይ ናይ ቀረባ፡ ከቢድ ጻዕርን ተጻዋርነትን ዝሓትት ግዚፍ ሸቶ ወይ ድማ ብቐሊሉ ዝጭበጥን ብዙሕ ሃልኪ ዘየድልዮን ሸቶ ክኸውን ይኽእል። ሸቶ ይዕበ ይንኣስ፡ ይፍኩስ ይኽበድ፡ ንጹር ይኹን ደብዛዝ ኣብ ምርጫና'ዩ ዝምርኮስ። ግዚፍ ሕልምን ራኢን ዘለዎ መንእሰይ ሸቶኡ ዓቢን ንጹርን'ዩ። ይበጽሖ ኸኣ። ኣብ ቅድሚና ንዘቐመጥናዮ ሸቶ ንምውቃዕ ዋላ'ውን ኣብቲ ፈታኒ ህሞት ተስፋ ክትቖርጽ የብልናን። ብዕላማ ንዝሓዝካዮ ደሊኻ ኣይትስእኖን ኢኻ።

ሸቶ ዘይብሉን ንጽባሕ ዘይውጥንን መንእሰይ ካብ ንስብ ንእንስሳ ይቐርብ። ኣረ ገሊኦም እንስሳታት'ሲ ይበልጽዎዮም። ሰብ ካብ እንስሳ ዝፈልዮ ንመጻኢ ኣንቢቡ ብውጥን ዝምራሕ ምኳኑ'ዩ። ክንውጥን ስለዘለና ኢና ንውጥን። ካልእ ኣማራጺ'ውን የብልናን። ብውጥን እንተዘይተጓዒዝና ክንጠፍእ ወጢንና ኣለና ማለት ስለዝኾነ።

ካብዚ መሰረታዊ ፍልስፍና ነቒሉ'ምበኣር መንእሰያት ንምምእዛንን ንምምልማልን ሓላፍነት ዝተሰከመ ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ፡ ዓይነታውያን መንእሰያት ንምፍራይ ብውጥን ክሰርሕ ጸኒሑን ኣሎን። ውጥን ሓንሳብ ተወጢኑ ዘይተርፍን በብእዋኑ እናተለክዐ ምስ ህሉው መድረኽን መጻኢን ክጠዓዓም ዘለዎን'ዩ። ስለዝኾነ ድማ ሃማመተኤ፡ ንሃገሮምን ህዝቦምን ዘፍቅሩ፡ ብመንነቶምን ታሪኾምን ዝሕበኑ፡ ባህሎም ዘኽብሩን ንሓድነት ህዝቦም ዝሰርሑን መንእሰያት ንምምልማል ንመደባቱ ምስ መድረኻዊ ኩነታት ኣቃንዩ ብውጥን ይሰርሕ። ካብ'ዚ ሒዝናዮ ዘለና ዓመት ጀሚሩ ድማ ብሓድሽ ኣውዳድባ ካብ ጥሪ ክሳብ ታሕሳስ 2014 ዝምጠጥ ናይ 12 ኣዋርሕ ውጥን ሓንጺጹ መደባቱ ከሳስል ነቒሉ ኣሎ።

ውጥን ንብዙሓት ነገራት ኣብ ግምት ኣእትዩ፡ ካብ ርትዓውን ክዉንነታውን ኣመላኻኽታ ክብገስ ኣለዎ። ካብ ሰናይ ድሌት ጥራይ ብምንቃል ብስምዒት ተደፋፊእካ ዝሰኣል ውጥን፡ ውጥን ኮይኑ'ዩ ዝተርፍ። ጸጋታት፡ ግዜን ዓቕሚ ሰብን ውጥን ኣብ ምውጻእ ግድን ክዝከሩን ብከየግባእ ክፍለጡን ዘለዎም ሓይልታት'ዮም። ዓቕሚ ሰብ ግን መሰረታዊ ሓይሊ'ዩ - ሰብ ብፍላይ ድማ መንእሰይ ናይ ለውጢ ሓይሊ ስለዝኾነ። ሃማመተኤ ዝዓበየ ጸጋኡ ዓቕሚ ሰቡ ምዃኑ'ዩ ዝኣምን። ንውጥናቱ ዓቕሚ ሰቡ ኣሚኑ'ዩ ዝውጥኖም። ምኽይዱን ተዓቃንን ውጥን ሰራሕ ከኣ ሓንጺጹ ኣሎ። ካብ ርትዓውን ክዉንነታውን ኣመላኻኽታ ዝቅል ውጥን ናብ ትግባረ ንኸሰጋገር ብዙሕ ዘጸግም ኣይኮነን። ብጽፈት ዝተሓንጸጸ ውጥን ፍርቂ ስራሕ'ዩ።

ሃማመተኤ፡ ንትግባረ ዝወጠኖም መደባት




ብኣድማዕነት ንምትግባርም ሞተረ ጉዕዞኡ ንዝኾኑ መንእሰያት ብኸለንትናኦም ኩዳልዎም ስለዘለዎ ቀዳምነት ሂቡ ይንጥፈሉ ኣሎ። ንቕሓትን ፍልጠትን ምስ ግዜ እናበረኸ ክኸዱ ዘለዎም መሰረታውያን ዕጥቂታትዮም። ውዳብ ካልእ ኣገዳሲ ሓይሊ ንትግበረ መደባትዩ። ሃማመተኤ ኣብዚ ዓንኬል ኣተኩሩ ንኽሰርሕ ወጢኑ ኣሎ። ፖለቲካዊ ኣፍልጦ ንምዕባይ ንሓለፍትን ካድራትን ሃማመተኤ፡ ፖለቲካዊ ትምህርትን ናይ ንባብ መደባትን ተሰሪዑ ኣሎ። ዓቕሚ ኣባላት ንምድራዕ ናይ ምሕደራን ውዳብን ስልጠና ክወሃብዩ። ካድራት ማሕበር፡ ንመደባት ኣብ ምምራሕን ምንቅስቓስን ብንጥፈት ዝዋስኡዮም። ብቑዓትን ብደስፕሊን ዝተሃንጹን ተኻእቲ ካድራት ንምምልማል ብዕቱብ ክስርሓሉዩ። ተተሊሙ ከምዝሎምበኣር ኣብዚ ዓመት ን700 ኣባላት 14 ዙር ካድራት ማሕበር ናይ መኻቓቕሒ ትምህርቲ ክወሃቦምዩ። ካልኦት 700 መንእሰያት ድማ ኣብ መበል 15 ዙር ካድራት ክስልጥኑዮም።

ኣብዚ ዓመት ሞያውያን መንእሰያት ንምፍራይን ዋኒን ክጉብሩ ንዘደልዩ መንእሰያት ንኣብ ለቓሕ ኣብ ምሃብ ዝጥፍን ብዓቢኡ ድማ ንኹነታትን ብቕዓትን ማእከላት መንእሰያት ዘኪታተል ሓድሽ ክፍሊ ቆይሙ ኣሎ። በዚ ክፍሊ ኣብ 213 ናይ ምስልጣን መደባት ኣስታት 5325 መንእሰያት ብዝተፈላለዩ ሞያታት ከም ዝስልጥኑ ክግበርዩ።

ማሕበር ናይዚ ዓመት ኣተኩሮ ስርሑ መንእሰያት ተጠርኒፎምሉ ኣብ ዝርከቡ ቦታታት ገይርዎ ኣሎ። በዚ መሰረት፡ ኣብ ቤት/ት ዋርሳይ ይከኣሎ፡ ማሞስ፡ ኮለጃት፡ ናይ ካልኣይ ደረጃ ኣብያተ ትምህርትን ናይ ቴክኒክ ኣብያተ ትምህርትን ኣብ ፖለቲካዊ፡ ማሕበራዊ፡ ጥዕናውን ባህላውን ዛዕባታት ዝተኮሩ ንጥፈታት ክካየዱዮም።

'ሕመረት' ውዳብ ከም ምዃኑ መጠን ኣባላት ሕመረት ብቑጽርን ብዓይነትን ክብ ንምባል ሓያል ጻዕሪ ክካየድዩ። መንእሰያት ኣፍቀርቲ ስፖርት ኩይኖም ኣብ ልምዓት እጃሞም ንኸበርክቱ ዝተፈላለዩ ማእቶታውን ናይ ልምዓት መደባትን ተሰሪዖም ኣለዉ።

ማሕበር ኣብ ዜናዊ ስርሓት ዝጸንሖ ኣበርክቶ ብምስፋሕ ኣብዚ ዓመት ብዝሓየለን ብዝተወደበን መልክዕ ክቕጽሎዩ። ንኹሉ ዜናዊ መደባት ማሕበር ንምምጋም ኣድማዕነቱ ንምሕያልን ድማ ሃገራዊ ዓውደ ዙተ ንኽካየድ ኣብ መደብ ኣትዩ ይስረሓሉ ኣሎ።

ኣብ ወጻኢ ዝነብሩ መንእሰያት ኣብ ዓዶም ብምምጻእ ምስ ሃገሮም ካብ ምልላይ ሓሊፎም፡ ኣብ ልምዓታዊ መደባት ሃገሮም ብውዱብ ወይ ብውልቂ ተሳተፍቲ ንምግባሮም፡ ንምውዳብን ባይታ ምጥጣሕን ኣብ ውጥን ሰፊሩ ኣሎ። ብዘይካዚ ኣባልነት ማሕበር ኣብ ዞባውን ኣህጉራውን ናይ መንእሰያት ማሕበራትን ምንቅስቓሳትን ምርግጋጽ፡ ዝምድናታት ምሕያልን ጸላዊ ተራ ንምጽዋትን ከም መደብ ተታሒዙ ኣሎ። ነንበይኖም ኣርእስትታት ኣልዒሎም ዝወሃቡ ሰሚናራት፡ ቅነ ተማሃሮ፡ ፌስቲቫል ኮለጃትን ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ኣብ ሳዋን ኣካል ናይዚ ዓመት ንጥፈታትዮም።

ኣተግበርቲ ናይዞም መደባት ብቐንዱ መንእሰያትዮም። ሞሳኦም ከኣ መደባት በቲ ዝተወጠንዎ ተተርጒሞም ምርኣይ እዩ። ሃማመተኤ ግን ብኸምኡ ጥራይ ዝሓልፎ ኣይኮነን። ብዘይካቶም ዓቕሚ መንእሰያት ንምሕያል ብውሽጣዊ ዓቕሙ ክትግበሮም ወጢኑዎም ዘሎ ሰፋሕቲ መደባት፡ ምስ ዝምልከቶም ኣካላት እናተረዳድአ ዓቕሚ መሪሕነት ማሕበር ንምዕባይ ብቑዳምነት ሓዚ ክሰርሓሉ ካብ ዝወጠኖም መደባትዩ።

ብሓፈሻኡ እምበኣር ሃማመተኤ ኣብዚ ዓመትዚ ብሓድሽ ኣወዳድባ፡ ኩሉ መዳያዊ ኣፍልጦ መንእሰያት ከበርኽ ዝኽእሉ ውጥን ሓንጺጹ፡ መንእሰያት ንመበል 21 ክፍለዘመን ዝርድኡን ተረዲኦም ዝረብሕሉን ንምግባርም ክሰርሕዩ። ነፍሲ-ወከፍ መንእሰይ ገዛእ ርእሱ ንምምዕባል እንተጸዒሩ ማሕበራዊ ዕብየት ብኡ ኣቢሉ ድማ ሃገራዊ ዕብየት ምርግጋጹ ኣይተርፍንዩ። ሃማመተኤ ኣውጺኢዎም ዘሎ መደባት ብቐጻሊ እናተገምገሙን እናተኸለሱን ራኢ ህዝብን መንግስትን ኤርትራ ኣብ ምርግጋጽ ኣበርክቶ ከምዝህልዎም ክግበርዩ። ሕቶ መንእሰይ ሕቶ ሃገር ስለዝኾነ ኩሎም ዝምልከቶም ኣካላት ነዞም መደባት ንምዕዋት ኢዶም ንኽሕውሱ ሓላፍነት ኣለዎም።

## መግለጺ ሓዘን

### ኣባል ፈጻሚ ኣካል ሃማመተኤ ስዉእ ዓሊ ኣልኣሚን ሽመል



ስዉእ ዓሊ ኣልኣሚ ሽመል ካብ 1997 ጀሚሩ ኣብ ዞባ ጋሽ ባርካ ኣብ ዝተፈላለያ ኣብያተ ትምህርቲ ከም መምህርን ርእሰ-መምህርን ኮይኑ ዝሰርሐን ዘስርሐን፡ ኣብ ካሪክለማዊ ስርሓት ምድላው መጻሕፍቲ ቋንቋ ናራ ድማ ዕዙዝ ኣበርክቶ ዝገበረዩ።

ስዉእ ዓሊ ኣልኣሚን ሽመል ካብ 16 መስከረም 2013 ክሳዕ ዕለተ-ሞቱ ኣባል ፈጻሚ ኣካል ሃማመተኤን ሓላፊ ሃማመተኤ ዞባ ጋሽ ባርካን ኮይኑ ክሰርሕ ድሕሪ ምጽናሕ፡ ብ18 ጥቅምቲ ናይ ስራሕ ዑደት ክገብር ውዒሉ ምስተመልሰ፡ ብዘጋጠሞ ሃንደበታዊ ሕማም ንጽባሒቱ ወጋሕታ ኣብ መንበሪ ገዝኡ ተሰዊኡ።

ስነስርዓት ቀብሪ ስዉእ ዓሊ ኣልኣሚን ላዕለዎት ሰበስልጣን መንግስትን ግንባርን፡ ኣዘዝቲ ሰራዊት፡ ሓለፍቲ ማሕበራት፡ ህዝብን ስድራቤቱን ፈተውቱን ኣብ ዝተረኽብሉ ብ19 ጥቅምቲ ኣብ መቓብር ሓርበኛታት ጎና ሓመድ ኣዳም ለቢሱ።

ስዉእ ዓሊ ኣልኣሚን በዓል ሓዳርን ኣቦ 7 ቈልዑንዩ።

ሃማመተኤ ብመስዋእቲ ዓሊ ኣልኣልሚን ዝተሰምዖ መሪር ሓዘን እናገለጸ ንስድራቤቱን ፈተውቱን ድማ ጽንዓት ይሃብኩም ይብል።

ማእከላይ ቤት ጽሕፈት ሃማመተኤ፡ 19 ጥቅምቲ 2013

## ኢሂን ምሂን

# "ንእስነት ጺጋዶ ዕዳ!?"

*ዓንዶም ግርማይ (ወዲ-ደረስ)*

<u>መም/ ወልደሩፋኤል የማነ</u>
<u>(ወዲ-የማነ)</u>

"ግዜ እንፈጥሮ ዘይኮነስ ዝወሃበና'ዩ፡ ይኹንምበር፡ ንግዜና ብዝግባእ ብዘይምጥቃም ናብ ናይ ገዛእ ርእስና ጣዕሳ ይሸምም"

ስለዚ ግዜ ከምዚ ዝበለ ባህሪ ከምዘለዎ ተረዲእና ዋይ ኣነ ብላሽ! እንብለሉ ኢጋጣሚ ከይኣኸለ፡ እቲ ክንገብሮ ዝግባኣና ኣብ ግዚኡ ምፍጻም ኣገዳሲ'ዩ። እቲ ንግዜና ብዝልዓለ መልክዑ ተጠቒምና፡ ኣብ ረብሓናን ዕቤትናን ከነውዕሎ ዘኽእለና ልዕሊ ካልእ ከኣ ኣብ ዕድመ ንእስነትና'ዩ። ብተወሳኺ፡ ኣካላዊ ድልዳለና ኣብ ዝልዓለ ደረጃ ናይ ብቕዓት ዝበጽሓሉን ኣእምሮና'ውን ብተመሳሳሊ ተመኩሮን ፍልጠት፡ ሓይሊ ዝድልበሉን እውን'ዩ። ስለ'ዚ እዚ ዕድመ'ዚ ኑቲ እንደልዮን እንብህጎን ንምፍጻምን ንምዕማምን ንቑልዓ ካብ ዘለዎ ፍልጠት ወይ ተመኩሮ ንላዕሊ፡ ካብ ኣብ ደረጃ ዕንወት ኣካልን ኣእምሮን ዘሎ ዓቢ፡ ዝያዳ ትምኒትናን ትልምናን ብዝቐልጠፈን ኣድማዒ ብዝኾነ መንገድን ክንፍጽመሉ ዘኽእለና እንፍጽመሉ መድረኽ ድማ'ዩ ንእስነት።

ዕድመ ንእስነት፡ ኣብ ዝኾነ ከም ዝኾነ ኣቕሓ ኣብ ዕዳጋ ክንዕድጎ ዘይንኽእል ፍሉይ ህያብ ፈጣሪ ዝወሃብ ጺጋ እዩ። ከምቲ ኣቐዲሙ ዝተገልጸ፡ ኣብ'ዚ ዕድመ'ዚ ክንበጽሖ ዝደለናዮ ዘበለ ኹሉ ንምብጻሕ፡ ብዝቐለለ ክንገብሮ ዘኽእለናን ከምኡ'ውን ኣካል ጭዋዳታት ዝጥንክረሉ፡ ኣእምሮና ፍልጠት ዘኻዕብተሉን፡ ኣብ መስርሕ ምንባር ሓድሽ ነገር ክንምህዘን ከለዐርክትን ንዓና ኬይንና ንመጻእቲ ወለዶታት ታሪኽ ዝኸውን ተግባር ብምፍጻም፡ ኣሰር ኣብርትና እንሓድገሉን እቲ ዝበለጸ መዋእል እዩ።

ንጸጸ'ዶ ንዕዘቦ ንኸውን? ኣዝዩ ምርቁሕን ንቑሕን ፍጥረት እዩ። ሓደ ካብ ቀንዲ ንህላዊኡ ካብ ዝጸረሩን ዘሰናኽሉን ወቕቲ ክረምቲ እዩ። እዚ ምኽንያቱ ስለዝርዳእ፡ ንቐጻልነት ጉዕዞ ህላውኡ ንምውሓስ ካብ ዝጥቀመሉ ሜላ ሓደ ቅድሚ ወቕቲ ክረምቲ ቅድሚ ምጅማሩ ከሎ ጌና፡ ኩሉ'ቲ ኣቐዲሙ ክገብሮ ዘለዎ ቅድመ ምድላዋቱ ክገብሮ ዘለዎ ኩሉ'ቲ ኑቲ ሓደገኛ'ዩ ዝብሎ ምምጽኡ ዘድልዮ ንምእካብ ዕዮኡ



ብዝግባእ ብጽፉፍ መንገድን ኣቐዲሙ ዘሰላስል መምህር ንሓፍሱ ፍጥረት እዩ። ኣብ ደቂ ሰብ ከኣ ጺጋ ዕድመ ንእስነት እንምክሓሉ ድልዱላትን መሓውርና፡ ዕድመ ሽምግልና ከየርከበ ብኣግኡ መዕቆቢ ንኽሃንጻ ዘኽእለን እዋን ምዃኑ ንምግላጽ ዘምጽኣክዎ ሓሳብ እዩ።

ሰብ ምስ ውዑይ ሓይሉ ማለት ኣብ ንእስነቱ እንክሎ'ዩ ብዙሕ ንጥፈታት ክዓምም ዝኽእልን ምቁር ህይወት ዘሕልፍን። እዚ መዋእል'ዚ ክትጎዩ፡ ክትጻወት፡ ክተዕልል፡ ክትዛሮ፡ ስለዝኽእል ብኸምኡ ዝሓለፈ ኩይኑ ኣይስምዖምን። ወያ እርጋን ከኣ ኣብ ድርኩኹት ንእስነት ኬይና ክትቃጸየካ ትጽንሕ። ነዚ ብምስትብሃል ድማ'ዮም ቀዳሞት ኣቦታትና፡ "ንእስነት ከደት'የ ከምዚኣ እና በለት…" ክብሉ ዝዘየሙላ።

ደጊምም ንእስነት ጥዕምቲ'ኳ እንተኾነት፡ ምህዳማን ምጥላማን ከምዘይተርፋ ዝሰሓት ኣይኮነን። ካብዚ ብምብጋስ ብዙሓት ክንጥቀመላ ዝመኸሩ ወገናት፡ "ንእስነት ከላ እንታይ ኣምሲለየ፡ ዝዕበየላ…" እናበሉ ንመቐረት ንእስነት ክገልጹልና ከለዉ ዓቢ መልእኽቲ የመሓላልፉ ከምዝለዉ ትርዳእ። ካብዚ ኣበሃህላ እንግንዘቦ፡ ድልዱላት ኣኢጋርካ እናዘለላ፡ ንቑሓት የዒንቲ ብትኽረት እናተተኸላ፡ ጥዑያት ኣእዛን ጸን እናበላ፡ ውሕሉላት ኣእዳው ፈጥፈጥ ከይበላ፡ ልሙጽ ገጽ ብኣርጋን ከይዓጠረ፡ ጸጉሪ ርእሲ'ውን ሽበት ከይወረሮ እንክለ'ዩ ግዝኣት ጺጋ ዕድመ ንእስነት ዝበሃል።

ንዚያዳ ከም ኣብነት እትጥቀስ፡ መምህር ኣስረስ ተሰማ፡ ኣብ'ታ ኣብ 2009 ዘሕተምዋ፡ "እሂን ምሂን ዘረእስታ መጽሓፎም" ንዕድመ ንእስነት ዝምልከት ግጥሚ ብኸምዚ ዝስዕብ ብሓጺርን ንጹርን መንገዲ፦

"ንእስነት ዕዳያ ንዘዕንድረላ
ልቡ ኣብ ደረቱ ኣብ እርጋን ዝኸፍላ፡
ሓንሳብ ምስ ሓለፈት ዘይትቕለስ
ኩርናዕ ኢድ ስዒምካ ዘይትምለስ"

ክብሉ ገሊጸም ዘለዉ። ካብ መግለጺ እዘን ብቐጽሪ ኣርባዕተ መስመር ግን ከኣ ዓቢ ትርጉም መልእኽቲ ዝሓዛ እንርድኦ እንተሎ፡ ዕድመ ንእስነት ጥዑምን ምቁርን ምዃኑ ክንርዳእ ምኽኣልና'ዩ። ምናልባት ብዘይ ፍረን ቁምነገርን እንተድኣ ኣሕሊፍና ወይ ሱቲ'ኳትና ዝገበርና እንተገበርና ክንመልሳ ሕጊ ተፈጥሮ ከምዘይፍቅድ ይንጸር። ብቕልል ዝበለ ብጥሙር ኣበሃህላ ግዜ ንእስነትካ ብትከስ ሓይሊ ተታሊልካ ብሬታ ንሓይል'ኻን ድኻም'ካን ንዘኸውን፡ ዳጌፉ እተዳልወሉ እዋን ስለዝኾነክ

ኣይትዳህለል'ዩ ዘስምዕ። እትምንታይሲ ኣብ እዋን ንእሰነት፡ ክንሃንጽ ክሰልምዕ፡ ክስምዕ ክሰድምዕ፡ ክንትልም ክንፍጽም፡ ክንጀምር ክንዓምም ዘኽእለና እቲ ዝበለጸ እዋን - እዋን ንእሰነት ካብ ኰነ 'ንእሰነት ጸጋ'ዩ' ካብ ዝብል መግለጺ ዝሰጸረ ድኣ እንታይከ ኣድለየ።

ይኹን እምበር፡ ነዚ ብግቡእ ከይተረድኦ፡ ንንእሰነት ብዕሽነት ክሃልለላ ንዘውዕል፡ ብትህኪት ተባዒጡ ምስ ዓይኑ ብርኩ ኣብ ዓሬቱ ምእንቲ ኩሓልም እናምበሃቐ ኣፉ ከፊቱ ዝውዕል መንእሰይ፡ "ንእሰነት ዕዳ'ያ" ካብ ምባል ሓሊፉ፡ ብዝበለጸ ክገልጻ ዝኽእል ቃል ኰነ ሓረግ ምሉእ ሓሳብ ክርከብ ኣይከኣልን።

ስለዚ ዝኾነ ሰብ፡ በቲ ንእሰነት እትምጥወሉ ሓይሊ ተዳህሊሉ፡ ነባሪ ዝመሰሎ'ሞ ድሒሩ ድኻም ከምዝመጽእ ዘየስተውዕል መንእሰይ፡ ንእሰነት ግዲኣ ኣእኪላ ንሽምግልና ኣሕሊፉ ምስ ሃበቶ፡ እታ ጉብዝና እናኸትብልዕ ሽውሃታ መመሊሱ ዝረሓወላ እርጋን ብድኻም ምስ ኣሰነፈቶ፡ ዝሰበሮ ኣመለኻኺታ ግጉይ ምንባሩ ይስወጦ። ኑቲ ብሰንፈልፈል ዝሓለፈ ዕድመ ንምዝካር ከኣ፡ "ንእሰነት ዕዳ'ያ" ካብ ምባል ሓሊፉ ካልእ መግለጺ ኣይህልዎን።

ነጃሕ ዓብደላ

"ንእሰነት ዕዳ'ዶ ጸጋ!" ጽቡቕን ኣገዳስን ኣርእስቲ'ዩ ተመሪጹ ዘሎ። ኣብ'ዚ ኣርእስቲ እዚ ርእቶይ ክህብ እንተኾይኑ፡ ኣቐዲመ ብዛዕባ ዕዳን ጸጋን ክገልጽ ክፍትን እየ። ዕዳ ክንብል እንከለና፡ ኣብዚ ተላዒሉ ዘሎ ኣርእስቲ፡ ንእሰነት ንኹሉ'ቲ ኣብዚ ዕድመ ንዝህልወና ኣካይዳ ተሞርኪሱ ክርአ እንከሎ ዝብሃል ክኸውን ይኽእል እዩ። ከም ዕዳውን ክምሰል ይኽእል ይኸውን። እንተኾነ ዕዳ እትብል ቃል፡ ብብዙሕ መዳያት ወይ ገጻት ክንርኣ እንተንኽእል ጽቡቕ 'መስለኒ።

ንእሰነት ዕዳ ኰይና ክትረኣየና፡ ልክዕ ምስ ምድፋእ ዕድመ ዝስዕብ ወይ ዝመጽእ ኰይኑ ይስመዓኒ። ምኽንያቱ ከምቲ ኩልና እንፈልጦ ኣብ ህይወት ወዲ ሰብ ዝሓለፈ ጸጋ መዋእል ንእሰነት፡ ኣይኮነን ዶ ዓመታት፡ ናይ ሓንቲ ካልኢት'ውን ከምዝይትምለሰና (ትድገም) ኢና ንፈልጥ። ካብ'ዚ ብምብጋስ ድማ፡ ንእሰነት ተመላሲት ብዘይ ምኳና፡



ውጽኢት ስራሕ ናይ'ቲ ኣብ'ዚ ግዜ ዝተዓመ ኣብ ዕቤትና (እርጋንና) ክፍሊቱ ዝርአ። ምናልባት ንእሰነት ብኣወንታዊ በቲ ግቡእን ሓቃውን መንገዲ እንተድኣ ተጠቒምናላ ግና፡ ንዕድመ ሽምግልናና ብሕጉስ መንፈስን ሩፍታ ንኽሓልፎ የኽእለና። እዚ ምስ ዘይከውን ማለት ብዝግባእ ተጠቒምናላ እንተዘይ ሓሊፋትና ግና፡ ዋጋኣ ኣብ'ዚ ዕድመ'ዚ'ዩ ምኽፋል ዝጀምር ዝብል ርድኢት'ዩ ዘለኒ።

ከምቲ ልዕል ኢለ ትንክፍ ኣቢለዮ ዘለኹ፡ ንእሰነት ጸጋ እትኾነሉ እዋን፡ ኣብ ግዚኣ ብዝግባእ ኣብ እንጥቀመላ ጥራሕ እዩ። ካብ'ዚ ሓሊፉ ንኹንቱ እንተድኣ ሓሊፉ ግን፡ ጸጋ ዘይኰነትስ ጣዕሳ ኢያ። ኣብ ከምዚ ዝበለ ኩነታት፡ ንሕና ከም መጠን መንእሰያት ግዜና ንከየማሓድር ብቐዳምነት ክንሰርዖ ዘለና ነገር እዩ። ኣብ'ዚ ክርአ ዘለዎ ግን ሓደ ጉዳይ ኣሎ። ንሱ ድማ፡ ኣብ ዝኾነ ምርጫ ህይወትና ማለት ካብ ግዜ ትምህርቲ ጀሚርና ማሓዛይን ዓርከይን ገብሮ እንስዕቦ ኣካይዳ ይኸሰት እዩ። ከመይሲ እዞም ኣካላት እዚኦም ኣብ ህይወት ጸለውቲ ስለዝኾኑ።

ካልእ ኣብ'ዚ ጉዳይ፡ ኣብ ኣተዓባብያን ምምእዛንን ቈልዑ ኣብ ቀዳማይ ደረጃ ዝስራዕ ወላዲ እዩ። ንፋዕ ወላዲ ኣብ ምኽብስኳስን ምልማዕ ደቁ፡ ሰፊሕ ኣተሓሳስባን ርሑቕ መጻኢ ዝእምት ርድኢት ንኽህልዎም ይሕግዞ። ስለዝኾነ ድማ'የ ወለዲ ህንጻትን ምኽብስኳስን ደቂ ዓቢ ተራ ኣለዎ ዝብል ዘለኹ። ኣብ ዕቱብ ኣተሓሕዛ ወለዲ፡ ደቆም መልሚሎም ኣብ ዝበጸሕ ዘብጽሑ፡ ድሕሪ ግዜ ኣብ ናይ ንእሰነት ዕድሚኦም ጸላዊ ስለዝኸውን፡ ነዚ ዝተጠቕሰ ዕድመ ማለት ናይ ንእሰነት እዋን ብዝተስተኻኸለ መንገዲ ንኽገዓዙን ኣብኪታውያን ክኾኑን የኽእሎም።

ሓደ ሓደ ግዜ ከም ሰብ እትዕዘቦ ነገር ኣሎ። ንሱ ድማ ንጸጋ ንእሰነት ብዝግባእ ዘይተጠቐሙላ ዜጋታት ጸሓይ ኣብ ምዕራባ ኑቲ ኣቡቲ ዕድመ ክንብርዎ ዝግባኦም ዝነበረ'ሞ ከይገበርዎ ዝሓለፈ ንምምላስ፡ ሳዕልን ታሕትን ክብሉን ብሕሉፍ ግዚያቶም ክጠዓሱን ትዕዘብ። ኣብ ከምዚ ዝበጽሐ ጉዳይ ግና ፍዳዩ ኩኖ ጣዕሳ ካልእ ዋጋ ኣይህልዎን። ስለዚ፡ ንእንስነት ጸጋ'ዶ ዕዳ! ኣብ ዝብል ሓሳብ ከምቲ ኣብ ላዕሊ ዝጠቐስክዎ ኰይኑ፡ ሰብ ንትዕድልቲ ንእሰነቱ ክብርቲ ምኳናን ምስ ሓለፈት ድማ ዘይትምለስን ምኳና ተገንዚቡ ንዕኡን ሃገሩን ካብዚ ሓሊፉ ኸኣ ንረብሓ ብዙሓት ዝጠቅም ነገር ምስ ዘበርከት'ዩ ዋጋ ንእሰነት ዝምዘን።

መም/ ሙሉእ ተስፋማርያም

"ኣብ ፍጥረት ወዲ ሰብ: ጸጋ እምበር ዕዳ ዝባሃል ተውህቦ የለን። ንእስነት ከኣ መሶብ ብሱል ተውህቦታት ወዲ ሰብ'ያ"

"ኣብ ፍጥረት ወዲ ሰብ ጸጋ እምበር ዕዳ ዝበሃል ተውህቦ የለን። ንእሰነት ከኣ መሶብ ብሱል ተውህቦታት ወዲ ሰብ'ያ" እቲ ከምዚ ዝብል ቀንዲ ምኽንያት፡ ወዲ ሰብ ኣብ ንእሰነቱ ዝዓዮም ተግባራት ሕልፈ ካልኦት ክሊ ዕድመታት ኣብ ኩሉ ገጻት ህይወት ናይ'ዛ ምድሪ ትርጉም ዘለዎ ጽልዋታት ክገድፍ እኹል ብቕዓት ዘለዎ ብምኳኑ'ዩ።

ንዓይ ካብ'ቶም ብዛዕባ ንእሰነት ዝተባህሉ ወይ ዝተመሰሉ እታ፡ "ብንእሽቶኻ ዝወለድካዮን ብንግሆኻ ዝሸድካዮን እናሓደረ የሐጉሰካ" እትብል ምስላ ኣቦታትና ክዝክር እንከለኹ፡ ዝያዳ ትርጉም ንእሰነት ንጹር ኰይኑ ይርኣየኒ። እዚ ድማ፡ ክልተ ኣገደስቲ ባእታታት ህይወት ኣብ ግዚኦም ክትወስዶም ከም ዘለካ ተዘኻኽር። እቲ ቀዳማይ ውላድን ፍቕሪ ውላድን ኣብ ግዜ ንእሰነት ካብ ኣብ ግዜ ምድፋእ ዕድመ ወይ እርጋን ንላዕሊ ዝያዳ ዝሓየለ ተመስጦ ስለዘለዎ ክኸውን እንከሎ፡ እቲ ካልኣይ ድማ ብንግሆኻ እትስጉሞ ጉዕዞ ህይወት ክትከዶ ዘለካ ጉዕዞ ካብ'ቲ ኣብ ግዜ ዕቤትካ እትኸዶ ዝያዳ ዝኸውሐን ዝበዝሐን ብምኳኑ ኣብ ግዜ ንእሰነትካ ክትጀምሮ ከምዘለካ ትሕብር።

ገለ ወገናት፡ ኩሉ ግዜ ንንእሰነት ምስ



ሓንቲ ብመኣዛዊ መግቢታት ዝዘቕበበት መኣዲ ክምስላ ከለኹ ባህ ምበለኒ። ከመይሲ ኣብ ጸጋ ዕድመ ንእስነት ምሕዳስ ዝበሃል ነገር የለን። ኩሉ ኣኣብ ግዚኡ ይውዳእ። ዕዉታት ሰባት ከምቲ ሓደ ተመጋቢ ኣብ ግዚኣ ነታ መኣዛዊት መግቢ ብዝግባእ ዝተመገባ'ዮም። እቶም ዘይዕዉታት እንብሎም ከኣ ከምቲ ነታ መኣዛዊት መግቢ ክበልዓ ኢሉ ናብ መኣዲ ዝቐርብ'ሞ ኣብ መንጎ ገዲፍዋ ዝትንስእ፡ ዳግማይ ክምገብ ኢሉ ምስ ተመልሰ በቶም መቓርብቱ ተወዲኣ ምስ ጸንሐቶ ኣምባሂቑ ዝተርፍ'ዮም ዝመስሉ። ንእስነት፡ መኣዲ ኩሉ ዓይነታት ተውህቦ እያ። ኣብ ጸጋ ንእስነት፡ ፍቕሪ፡ ሓይሊ፡ ሓይሊ ሓሳብ፡ ሓይሊ ጉልበት፡ ጽባቐ፡ ቁንጅና፡ ተቐባልነት... ንኻልኦት... ብኻልኦት፡ ምውህሃድ... ንዘመጸ ለውጥታት... ካልኦትን ዝኣምሰሉ ፍሉያት ትዕድልትታት ኣለዉ።

ክሊ ዕድመ ወዲ ሰብ ሸውሃት ናብ ልዕሊ ጸጋታት ንእስነት ኢልካ ክውከል ምተኻእለ። ምኽንያቱ ኣብ ባህሪ ወዲ ሰብ ኣብ ዝተፈላለየ ክሊ ዕድመ ዝተፈላለየ ደረጃ ተመስጦ ወይ ህንጡይነት ናብ ጸጋታት ንእስነት ስለዘሎ። ሸውሃት ናብ ጸጋታት ንእስነት ክንብል ከለና፡ ኣብ ንእስነትካ ንዘሎ ጸጋታት ክትድህስሶ፡ ክተስተማቕሮ፡ ክተመሓድሮ፡ ክተንጸባርቖ ብሓፈሻኡ ንኽትጥቀመሉ እተርእዮ ህንጡይነት ወይ ዝንባለ እዩ። ኣብ ግዜ ምድፋእ ዕድመ (እርጋንካ) ንዘበዘሐ ኣብ ንእስነትካ ንዘኸበሩ ጸጋታት ክትርእዮም፡ ክትትግብሮም፡ ክተውርየሎም፡ ብሓፈሻኡ ክተኣንግዶም ናይ ዘይምድላይ ዝንባለ ኣሎ። ወይ እናደለኻዮ፡ "መንሞ ይግበሮ" ኢልካ እናተጠዓስካ ምቕጻል ኣሎ።

ንእስነት ልክዕ ከምታ ሓንቲ መግቢ መኣዲ ክትበሃል እንተኾይና ብዙሓት ኣእዳው ክኣትዋኣ ዘለወን፡ ጸጋ ንእስነት ከኣ ንወዲ ሰብ ንብሕቱ እትወሃቦ ኣይኮነትን። ኣብ ግዜ ንእስነት እትገብሮም ጽልዋታት ዘገድሶም ንጸጋ ንእስነት ዝብህግዎ ብዙሓት ባእታታት ኣለዉ። ገለ ካብኣቶም ንምጥቃስ፦ ባህሪ ከባቢ፡ ኣከባቢ፡ ካልኦት ፍጡራት፡ ናይ ባህሪ ሕግታት፡ ሰብ፡ መንግስቲ፡ ሕብረተሰብን ባህሉን ...ወዘተ እዮም።

ንእስነታዊ ጸጋኡ ኣብ'ዞም ዝተዘርዘሩ ባእታታት ክብሪ ብዘመልስ ኣገባብ ዝተጠቕመሉ ሰብ፡ ከምቲ ንመኣዱ ኣብ ግዚኣ ዝበልዓ እሞ ዕግበት ዝረክብ ሰብ ይኸውን። ከምቲ ውሩይ ተመራማሪ ማሕበራዊ ስነ-ልቦና ኤሪክ ኤሪክሰን፡ "ሰባት ብዝኸድዎ ናይ ምንባር ጉዕዞ ኣብ ዕቤት ደረጃ ናይ ዕድመኦም ኣብ ክልተ ጠርዚ ናይ ኩነተ-ኣእምሮ ማለት (Integrity Vs Despire) ይነብሩ፡" ኢሉ ዝገለጾ፡ እቶም ንጸጋ ንእስነቶም ኣብ ግዚኡን ከምቲ ዝግበኦን ጌሮም ዝተጠቕሙሉ ሰባት ኣብ ዕግበታዊ ጥርዚ (Integrity) ይነብሩ። ብኣንጻሩ እቶም ንጸጋ ንእስነቶም ብግቡእ ከይመዝመዝዎን ከይተጠቕምሉን ግዜ ዝረከቦም ሰባት ከኣ ኣብ'ቲ ናይ ጣዕሳን ወቐሳን ጠርዚ (Despire) ኮይኖም ሂወቶም ይዛዘሙ።

<u>ስልጣን ዘርኣይ</u>

"ንእስነት ህያብ'ዩ። ሞራላዊ ሰብ
ኴንካ ክትነብር ዓቕሚን ትብዓትን
እንትልዩካ!"

"ኣብ'ዚ ኣርእስቲ ርእይቶ ምሃብ ምናልባት ናይ ዕድመ በዓል ጸጋ ምኳን መድለየዶ ዝብል ሕቶ መጀመርታ ኣብ ኣእምርይ ዝመጸ ሓሳብ'ዩ። ቀጺሉ ድማ፡ ኣብ ህይወቱ ዕዉት ዘይኮነ ሰብ፡ እንታይ ሞራላዊ መልእኽቲ ከመሓላልፍ ይኽእል? ገላቢጥካ እንተረኣኻዮ ግን ምናልባት ተመክሮ ክበሃል እንተድኣ ኰይኑ፡ ብዘተጻንዐን ዝተወደበን መንገዲ ዝተጋዕዘን እንተዘይኰይኑ፡ ከምቲ ኣንፈታ ዘይትፈልጥ ጀልባ ኣብ ማእከል ባሕሪ ዋላ ኣብ ወደብ ትብጻሕ መኸሰ ዝወሰደ ኣካል ክልለ ኣገዳሲ መሲሉ ይርኣየኒ።

"ንእስነት ህያብ'ዩ። ሞራላዊ ሰብ ኴንካ ክትነብር ዓቕሚን ትብዓትን እንትልዩካ" ዕላማ ንጉዕዞ ህይወትና ናይ ምምልካዕን ምብልሻውን ተራ ኣለዎ። "ውላድስ ይወለድሞ ንኹሉ ዝኸእል ድማ ይግበሮ" እትብል ምስላ፡ ነቲ ኣብ ሕብረተ-ሰብና ዘሎ ሃብታምን ብሱልን ጠመተ ኣብ ህይወት ዘንጸባርቕ ይመስለኒ።

ኣብ ርትዓዊት ዓለም ከም መትከል ዝውሰድ ዓበይቲ ነጥብታት፡ ከም ትርጉም ህይወት ንምምእዛን ንርእይቶና ብሰፊሑ ይጸልዎ። ንሞራል ይኹን ሃይማኖት ከም ባህሊ ውጽኢት ቀጺሊ ግጭት ደቂ ሰባትን ፍታሓትን ወሲዶም ዝምጉቱ ወገናት፡ "ንሕና ደቂ ሰባት ሓራ ንኽይንኸውን ተኾኒንና ኢና" ብምባል፡ ነቲ ኩሉ መልሲታትና ብናይ ተስፋ ጩራ ጠሚሩ ህይወትና ምኽኢት ህላዊኣ ኣብ ደብዛዚ ትብዓት ዘድልዮ ምርጫ ክትወድቕ ዓቢ ድርኺት ዝፈጥር እዩ።

ከም ርእይቶይ፡ ተራ ሓደ ሰብ ኣብ ግዝኣ ርእሱ ዝልዓለ ክኸውን ኣገዳሲ እዩ። ኣብ ስድራኡ፡ ቤተሰቡ፡ ዓዱ፡ ኮሙን ኃደቡኡን እናበለ ኣብ ዓለም ዘለዎ ተራ እና ጐደለ ኣገዳስነት ህላዌኡ ፋይዳ ናብ ዘይብሉ ደረጃ ይወርድ። በዚ መንጽር፡ ካብ ሕብረተ-ሰብ እትወርሶ ሞራላዊ ፍልጠት ኣብቲ'ን ኣቐዲመ ዝተንከፍኩወን ኣሃዱታት ተራ'ኻ ክተልዕልን ተቐባልነትካ ክትፍትሸን ዕድል ይውሃበካ።

ብርግጽ ንምዝራብ፡ ዝተጎዓዝካዮ ጉዕዞ ብዓወትካ ይምእዘን'ዩ። ስለዚ፡ ከም መወከሲ ክውሰድ ዝኽእል ነጥቢ ቀዳማይ ዕላማ ክኸውን ከሎ፡ እቲ ካልኣይ ተራ'ኻ ምፍላጥ፡ ብሳልሳይ ድማ ካብ ሕብረተሰብካ እትመሃሮ ሞራል እዩ። እዘን ዝተጠቕሳ ሰለስተ ነጥብታት ንዘፍጥር ሃዋህው ግጭት ርጉእ ዝኾነ ናይ ስነ-ኣእምሮ ውጽኢት ኣለወን ዝብል ርእይቶ ዝገበርኩለን እየን።

ስለዚ፡ "ንእስነት ህያብ'ዩ። መዓስ፡ ንዝብል ኩለን ኣሃዱታት ብቕንዕናን ሓልዮትን እንተድኣ ተጠርኒፈን ተወሃሂደን ዝብል ርድኢት ኣለኒ" ነዚ እተራጉድ ሓንቲ ምስላ ናይ ግሪኽ ክጠቅስ፡ "ሕብረተ-ሰባት ክምዕብሉ እንተድኣ ኰይኖም ሽማግለታት ኣግራብ ክተኽሉ ኣለዎም። ዋላ ኣብ ትሕቲ ጽላል ናይ'ቲ ኣግራብ ኮፍ ከምዘይብሉ እናፈለጡ"

## ሠቕይሮ

# ለውጢ ከም ኣምር

ኤርምያስ ሰለሞን

❖ እቶም ኩሉ ሳዕ ሕጉሳትን ጥበበኛታት ዝኾኑ: ኩሉ ሳዕ ስለ ዝቕየሩ እዮም።

Confucius

ሰብ ንኽልወጥ እንተዘይፍጠር፡ እቲ ድቂ ዕሸል ኣይምኾነን፡ እቲ ዕሸል ዓኹኹ ህጻን ኣይምተባህለን፡ እቲ ህጻን ናብ ቈልዓ ኣይምተቐየረን፡ እቲ ቈልዓ'ውን ጐቢዙ እኹል ሰብ ኣይምኾነን… ወዘተ። ሰብ ይቕየር፡ ተኽሊ ይቕየር፡ ማያት ይቀያየሩ፡ መሬት'ውን ከምኡ። ዓለም ብዓለማ፡ ውሽጥን ወሻጠኣን ትቀያየር። ኣብ ከምዚ ዓይነት ተለዋጢ ዓለም እናነበርካ ክትልወጥ እንተዘይክኢልካ ክወርደካ ዝኽእል ዕንወት ርዱእ እዩ። ቀጐሪ እንተኾይኑካ ክዳን ትድርብ - ለውጢ እዩ። ሃሩር እንተበርቲዑ፡ ልብሲ ተፍኵስ - ለውጢ እዩ። ንግሆ ዝበላዕካያ ቀትሪ ክትደግማ ኣይትደልን - ለውጢ ዝብል ኣምር ኣብ ውሽጥኻ ተሰኺሁ ስለ ዘሎ። ብሓጺሩ ውሽጥና ብተፈጥሮኡ ንለውጢ እዩ ዝድርኸና። ግና ኹሉ ኩልና ንሰምዖ ማለት ኣይኮነን። ገሌና ኑቲ ድምጺ ውሽጥና ነቃልበሉ። ገሌና ግና ቡቲ ኣብ ግዳም እንሰምዖ ዋጭዋጭታ ስለ እንዕበለል፡ እገዚ ኣይንህቦን።

ሓቂ'ዩ ኩሉ ዓይነት ለውጢ እወታዊ እዩ ማለት ኣይኮነን። ንጸጋም ዝመርሕ ለውጢ ኣሎ፣ ናብ የማን ዘሰጉም ዓይነት ለውጢ'ውን ኣሎ። ሰብ እዚ ወዲ ሰብ ግና ፈታዊ ኑብሱ ስለ ዝኾነ ኩሉ ሳዕ መቺእዎ ክኑበር እዩ ዝምኖ። ክሕጐስ ይደሊ፣ ጥበበኛ ክኸውን ይደሊ፣ ኮታ ባህታኡ ክሰምረሉ ይደሊ። ገሊኡ ሰብ ይደሊ ወይ ይምነ ጥራይ። ገሊኡ ግና ክዓግብ እንተኾይኑ ክልወጥ ከም ዝግባእ ኣሚኑ ይሰርሓሉ።

❖ ለውጢ ኩሉ ሳዕ ህያብ ሒዙልና ዩ ዝመጽእ ::

Price Pritchett

ለውጢ ክንብል ከለና፡ እቲ ንኑበሮና ናብ ምዕባለን ብልጽግናን ዝመርሕ ዓይነት ለውጢ ምዃኑ ተሰማሚዕና ኣለና። እዚ ዓይነት ለውጢ ወትሩ ጽቡቕ ነገር እዩ ዝቕርበልና። ትህኪት ዝገደፈ - ድኽነት ገደፈ። ድንቍርና ዝረጥረጠ - ኣእምሮኡ በልሐ። ኣእምሮኡ ዝበልሐ - ድሳዩ ረኸበ። ብሓጺሩ፡ ከምቲ ኣብዛ ጥቕሲ ዘሎ፡ ሓንቲ ስጕሚ ናብ ጽቡቕ ለውጢ ትዕበ ትንኣስ፡ ብዘይጥርጥር ህያብ ሒዛትልካ ኢያ ትመጽእ።

❖ ዕቤት: እቲ እንኮ ጭቡጢ ናይ ሂወት እዩ።

John Henry Newman

ብህይወት ንኽትነብር ክትብልዕን ክትሰትን ይግባእ። መጽለሊን ክዳንን እውን የድልየካ። እዚ መሰረታዊ ነገራት ግና ንኽይትመውት ወይ ብህይወት ንኽትነብር ዝሕግዘ ደኣ'ምበር፡ ኣብዛ ምድሪ ትነብር ከም ዘለኻ ዘረጋግጽ ጭቡጢ ኣይኮነን። ምኽንያቱ፡ ሰብ ካብ እንስሳ ዝፈልዮ ኣብዛ ምድሪ ንምንታይ ይነብር ከም ዘሎ ዝፈልጥ ምዃኑ እዩ። እምበር፡ ከምቲ ኣብ ላዕሊ ዝጠቐስናዮ ቡቲ ባህርያዊ መገዲ፡ ድቂ-ዕሸል-ህጻን-ቈልዓ-ኰተቴ- ወዘተ እናበለ ስለ ዝዓበየ፡ እቲ ዘድሊ ለውጢ ዘመዝገበ ዝመስሎ እንተኾይኑ፡ ካብ እንስሳ ደኣ'ሞ ብምንታይ እዩ ክፍለ። ስለዚ ሰብ፡ "እነብር ኣለኹ" ክብል እንተኾይኑ፡ "እልወጥ ኣለኹ" ማለቱ ክኸውን ኣለዎ። ባዕሉ ዘምጽኦ ለውጢ ድማ ክኸውን ይግባእ። ኣብ ምንታይ'ዩ'ሞ ክልወጥ ዝግባእ ዝብል ሕቶ፡ "ኣብ ኩሉ" እዩ መልሱ። "ኣብ ኩሉ" ዝብል መልሲ ድማ ዘይርዱእ ኣይኮነን። ብሓንቲ ምልእቲ ሓሳብ እዩ ዝበርህ። "ኣነ ካብቲ ትማል ዝነበርኩዎ፡ ሎሚ ዘምጻእኩዎ ዝኾነ ለውጢ ኣሎ ዶ?" ንዝብል ሕቶ እንህቦ መልሲ እዩ መዓልታዊ ንምንባርና ትርጉም ዝህቦ። ግድን ኣይኮነን መዓልታዊ ዓቢ ለውጢ ክነምጽእ ዝግባእ። ዋላ ክንዲ ፍረ ኣድሪ ትኹን ግና ኣብ መዓልቲ ገለ ነገር ክንውስኽ ይግባእ። ሓሚዱ ኔርካ፡ ሕሜት እንተ ኣውሒድካ - ዕብየት እዩ። ቀጣፊ ኔርካ - ኢደካ እንተ ኣኪብካ - ዕብየት እዩ። ሓሻሺ ኔርካ - ሓንቲ ሻንቲም ኣብ ካሳ እንተ ኣቐሚጥካ ለውጢ እዩ። ዘየምጽኣካ ምግባር እንተ ኣቋሪጽካ - ሰናይ ነገር እዩ። ብሓጺሩ ለውጢ ማለት፡ ምህብታም፡ ዲግሪ ምስቃል፡ ወይ ብዘንደቦት ሓድሽ ዓይነት ሰብ ምዃን ማለት ኣይኮነን። መሰረት ናይ ለውጢ ካብቲ ኣሉታዊ ተግባራት ምሕራም ጀሚርካ ክሳዕ ዓበይቲ እወታዊ ለውጥታት ምእታው ዝዘርጋሕ ሰፊሕ ሽፋን ዘለዎ መስርሕ እዩ። ስለዚ ኣብቲ ሽፋን ምህላው ደኣ'ዩ ዘድሊ። እምበር፡ ኣበየናይ ደረጃ ናይቲ ሽፋን ኣለኻስ ምስ ግዜ ተመኲሮን ዝምዕብል እዩ።

❖ ኣብ ማይ ወዲቕካ እንተ ኔርካ: ምናልባት ኣብ ጁባኻ ዓሳ ኣትዩ ኪይህሉ ፈትሽ።

ዘይተፈልጠ

ከምዚ ዓይነት ለውጢ ምስ እንጀምር፡ እሞ ኹሉ ከባቢና ምሳና ክልወጥ እንተዘይጀሚሩ ዝኸሰት ፋልማይ ነገር ስክፍታ እዩ። ትማል ምስኡ ኴንካ ትሓሚ ዝነበርካ ሰብ፡ ሎሚ ሱቕ ኢልካ እንተ ሰሚዕካዮ፣ ድፍረት እንተረኺብካ ድማ፡ "ምስና ዘየሎ ሰብ ኣይነልዕል" እንተ ኢልካዮ፡ እንታይ ከም ዝምልሰልካ ርዱእ እዩ። "ንመን ደኣ ኢኻ ክትወራዘየሉ!" ንሱ ሓቁ - ንስኻ ድማ ሓቕኻ። ንሱ ኣብታ ዝገደፍካዮ እዩ ሓዲሩ። ንስኻ ግና ተለዊጥካ ሓዲርካ፣ ኣግዲዕካዮ። ግና ኹሉ ንጽቡቕ ነገር። ነዚኣ ክትሰግራ እንተኽኢልካ ተባዕ ኢኻ። ምኽንያቱ፡ ካልኣይ መዓልቲ ምስኡ ኴንካ ሰብ ክትሓሚ ከም ዘይትደሊ ምስ ሓበካዮ፡ "ጥዑይ" እንተኾይኑ ናባኻ ክመጽእ እዩ። ገና እንተሎ ግና ባዕሉ ክርሕቀካ እዩ - ንስኻሞ እንታይ ይጕድለካ ዋላ ሓንቲ። ብኣንጻሩ ሓደ ሕማቕ ሰብ ብምኽሳርካ፡ ሓደ ጽቡቕ ነገር ከሲብካ።

እዚ ኹሉ ክንጠቕሶ ዝጸናሕና ኣብነታት 'ለውጢ' ንዓና ንደቂ ሰብ ብኣዝዩ ንእሽቶ ነገር ክጅምር ዝኽእል ነገር ምዃኑ ንምሕባር እዩ። ዘገድሰካ ነገር እናፈጸምካ፡ ዘየድልየካ ድማ እናገደፍካ ምኻድ እቲ ሀ ሁ ናይ ለውጢ እዩ።

# “ኑቲ ኣነ ዝሓልሞ ምሰል”

*ሩት ተስፋይ*

ወግሐ ጸብሐ እምቢታይ እናሰማዕካ ሓንቲ ሕቶ ክትደጋግም ሓጊኻ ምኽራምካስ ስራሕ ዶ ስኢንካ ትኸውን? ኣሰር ርጋጽ እግረይ እናተኸተልካ ኣብ ዝኣተኽዎ ስለዝኣተኻ ዘይሕለል ህርኩት መንእሰይ ኣይብለካን'የ። ኣሰር'ቶም ጽዒሮም ዝተዓወቱ ግዳ ዘይትኽተል። ጽኑዕ ምኻንካ ንኽፈልጠካ "ሕራይ ከይበልክኒ ፍጹም ኣይገድፈክን'የ" ምባል ገዲፍካ፡ ናይ ህይወት መደብ እንተሎካ ኣብ መደብካ ጽናዕ። ሕራይ ክብለካን ከይብለካን ኣብ ምምልላስካ ኣይምርኮስን'ዩ። ስለዝመረጽካኒ ጥራይ ግድን ክመርጸካ ኣይትጸበ። ከምቲ ዝሓረኻኒ ክሓርየካ እንተኾይነ፡ ልበይ ዝሓርዮ ሸባብ ንኽትመስል ጽዓር። ልበይ እንታይ ዓይነት መንእሰይ ባህ ከምዝብሎ ከፊተ ከርእየካ ዓቕሚ ስለዘይረኸብኩ ኣይትሓዘለይ። ከግህደልካ ግን ኑቲ ዝብህጎ ሸባብ ፍጹም ኣይቀረብካዮን ዘለኻ። ንዕኡ ንምምሳል'ሞ ጽዓር፡ ባዕለይ ክቐርበካ'የ። እንተመሲልካዮ ኸኣ ጥብቕ ክብለካ'የ። ቀሊል መንገዲ እናነገርኩኻ ሸንኮለል ኣይትበል። ግዜ ከይትዓዝረ ሕጂ ንቐል።

ምሽ "ምእንታኺ ክብል ከም ድላይኪ ክኸውን'የ" ኢኻ ትብል። ስለዚ ቃለይ ከየዕበርካ ኑቲ ኣነ ዝሓልሞ ሸባብ ምሰል። ኣሕዋትካ ኣብ ዓዲ ጓና ኮይኖም ዝሰደድሉካ ኣልባሳት እናቐያየርካ ኣብ ከባብየይ ሸነን ኣይትበል። ኣይርደኣካን'ዩ ምበር መመሊሰ'የ ዝጸልኣካ። ኣብ ናይ ስራሕ ክዳውንትኻ ኣቲኻ ሰላም ክትብለኒ'የ ዝደሊ። ኣእዳውካ ብስራሕ ስለዝረስሐ ሰላምታኻ ከይሕሰም ኣይትሻቐል። ኣብ ስራሕ ተጸሚድካ ተገልገልቲ ኩተኣንግድ ክረኽበካ'የ ዝብህግ። ቀብኣይ ኬንካ ኣብ ሕሉፍ ረጊጽካ፡ ስእሊ መጻኢ ክትውቅጥ እንተዝርኤካ ክንደይ'ኳ ምተመሰጥኩ።

ሞያ እንተሎካ ብሞያኻ ኣበርክት፡ እንተዘይብልካ ከኣ ኩተጥርዮ ጽዓር። ዝጭበጥ ነገር ንምፍራይ ኣእምሮኻን ጉልበትካን ተጠቐመሉ። ኣይልወጥን'የ እንተኢልካ ግን ከምዝይትረኽበኒ ብኣግኡ እነግረካ ኣለኹ። ቶርመስመስ ዝብል ወዲ'ኳ ኣይብርሃኒ! በጃኻ ጨና ፈረንጂ ተተነስኒስካ ኣይትርከበኒ። ጨና መንእሰይ ፍለጠ'ሞ መንእሰይ ሽትተኒ።

ኣንታ ጉበዝ ንዓይ ክትቅይር ህርድግ ኣይትበል። ኣነ ንስኻ ምስ ተቐየርካ ምኽያረይ ዘይተርፍ'ዩ። ንጓል ዝምስጡ ሓበሬታ ንምርካብ ንሓዋሩ ዘይጠቕሙኻ ጽሑፋት ኩተንብብ ኣይትድከም። እንተፈቲኻኒ ዝፈትዎ ግበር-ሓለፉ ክትከብር። ንዓይ ኣንብበኒ፡ ኩተንብበኒ እንተዘይክኢልካ ግን ሕተተኒ። ሕቶ ፍቕሪ ዘይኮነስ ድሌታተይ ሕተተኒ። ክትኮኖ ዝግበኣካ ዝርዝር ክውዕለልካ። ንስራሕካ'ሞ ኣፍቅር፡ ከፍቅረካ'የ። ንሞያኻ እተስፍሓሉን እተዕምቖሉን ፍልጠት ኩተናዲ'ሞ ፈትን ኣብኡ ክጸንሓካ'የ። ምስ'ዛ ትፈጥን ዘላ ዓለም ተቐዳደም'ምበር ኣነ ድኣ ኣበይ ከይከደካ። "ብሰንክኺ ድቃስ ስኢነ ሓዲረ" ኸኣ'ምበር ትብለኒ ከይሓፈርካ። ንስኻ'ምበር ኣነ ዶ መጺኣካ'የ። ጽባሕ ብውድቀትካ ከይትኸሰኒ እኳ'የ ቀኑምነገር ግበር ዝብለካ ዘለኹ። ስለዝሓልየልካ እኳ'የ ንዓይ ንምርካብ ክትከዶ ዘለካ መንገዲ ዝሕብረካ ዘለኹ። ዕይይ እንዶ ውዓል ልዋም ክትድቅስ። ደራሲ ኬንካ ዛንታ ሕሉፍ ኩተትርፍ ከይደቀስካ እንተትሓድር ክንደይ መምሓረልካ። መጻኢኻ ኣብ ኢድካ ከምዝሎ ዘንጊዕካ፡ "ብድሕሬኺ ሰብ ኣይከውንን'የ" ኣይትበለኒ። ዝሕለም ከምዝወሓደካስ ንዓይ ክትሓልም ትውዕል ትሓድር ኣለኻ። ሕለም እንዶ ሕልሚ ጽቡቕ መጻኢ፡ ሻቡ ክፈትወካ።

ሕለም እንዶ ሕልሚ ዕዉታት፡ ዓወትካ ምሳይ ክትጽንብሎ። ሓላሚ ጥራይ ከይትኸውን ግን ሓደራ። ሕልምኻ ንምግሃድ ክትግስግስ ከምዝግብኣካ ከኣ ኣይትረስዕ።

ስለምንታይ ኣነ ጥራይ ዝኸውን ዕላማኻ። ቀዳምነታትካ ሰሪዕካ መጻኢኻ ዘይትውድን። ካብዚ ኩሉ ናይ ህይወት ዕላማታት ኑታ ብዙሕ ጻዕሪ ዘይትሓትት ንኺስካ ከምዘለኻ ብኸመይ ከረድኣካ እኽእል። ከም ሰብ'ኳ ኣይጸላእኩኻን። ስለዝኾነ እንድየ ንሰብ ዝግባእ ክብሪ ዝህበካ። ንስኻ ግን ተስፋ ረኺብካ መመሊስካ ትሰክር - ኣብ ጥቓይ ተዕገርግር። ክትፈልጥ መንእሰይ ዘይምኳንካ'የ ጸሊኣካ። መልክዕካ ኣብ ቁመናኻ መሲሉካ ከይህሉ። ቁመናኻ ክተፍርየሉ ከለኻ ኢኻ ዝያዳ ትምልክዕ ንዓይ ከኣ ትበቅዕ።

እምበርዶ ዓይነ እዝንኻ ይሰርሕ ኣሎ። ምኻን ኩሉንተናይ ብኣኺ ተማሪኸ'ባ ኢልካኒ ኢኻ። ሓሻካ ከመይ ኣቢልካ ከባቢኻ ክትዕዘብ። ከመይ ጌርካ ኸ ቅያታት ትማልን ሎምን ክትሰምዕ። ንዓይ ካብ ምእማን ዝዓቢ ቅያ ከምዝሎ ዘዘክረካ ደሊኻ ኣለኻ መስለኒ። ንዓይ ምርጋጽ ቅያ ኣይትሕሰቦ፡ ከይክዕበካ።

ትዝክር ዶ ሓደ ቕነ፡ ኣብ ላይብረሪ ክልተ ሰሙን ኩተሰንየኒ። ኣነ ኸኣ ቀኑምነገር ተንብብ ዘለኻ መሲሉኒ እዚ ወድስ ተቐይሩ'ምበር እናበልኩ ተዳልየ ነይረ ልበይ ክኸፍተልካ። ለካ ንስኻ ንዓይ ንምምሳጥ ዝጠቕሙኻ ጽሑፋት ኢኻ ገናጺልካ። ተሕዝነኒ! ሕጂ ግና እብለካ ኣለኹ፡ በዚ ትኸዶ ዘለኻ ኩተእምነኒ ኣይትኽእልን ኢኻ። ሚዛንካ ብዓይኒ መምዘንየይ ሚዛን ክንቲት ኮይኑ ስለዘሎ፡ መንገዲ እንተቐየርካ ይሓይሽ። ብዙሕ ከይከሰርካ ከሎ ጌና እነግረካ ኣለኹ ኣይክሰልጠካን'ዩ።

# ሕብረተሰብ መንእሰይ

## "... ጋጊኻኒ ዲኻ?"

**ኤሊ. ጉብረ**

"ዘይትውዶኦ ነገር ምጅማር ባህ ኣይብለንን እዩ" ክደጋግመልካ ከለኹ ልብኻ እንታይ ትብለካ ነይራ፡ ንስኻ ጥራይ ኢኻ ትፈልጥ? ዓለም ኩሉ ግዜ ጸሊም ወይ ጻዕዳ ኣይኮነትን ክበሃል ሰሚዐ እኳ እንተኾንኩ፡ ንዓይ ግን ካብኡ ወጻኢ ካልእ ሕብሪ የብላን። ሓቂ ወይ ሓሶት ይኹውን ወይ ኣይከውንን ጥራይ እዩ ዝርደኣኒ። መወዳእታኡ ጽቡቕ ዘይምኳኑ እናተረዳኣኒ ዝጀመርክዎ ነገር ኣይፍለጠንን። ፍጥር ክብል ጻዕራም እየ። ኣእምሮይ ዘቕናዕኩሉ ነገር ከይረኸብክዎ ወይ ከየስለጥክዎ ከዕርፍ ማለት ዘበት እዩ። ዕድመን ንዕናን ንዓኻ ግን ኩሉ ዝጸዓርካሉ፡ ጻማ ትረኽበሉ ማለት ከምዘይኮነስ ድሒሩስ ተረዲኡኒ እዩ።

ጓል ክሸን እዩ ሰፈራ፡ ርእሲ ኣዋልድ ከኣ ማዕቢሉ እንተተባህለ ብዛዕባ ጫማን ጸጉርን ጥራይ እዩ ዝሓስብ፡ ክብሉ ዘቆጥዑኒ ናይ ቀረባ ኣዝማደይ፡ ሂወተይ ፍሉይ ክኸውን ሓጊዞምኒ እዮም። ካብ ዝኾነ ወገን ተጸባይት ክኸውን ከምዘይብለይ ተረዲኤስ ኣብ ትምህርትን ስራሕን ኣብነታዊት መንእሰይ ክኸውን በቒዐ እየ። ሽገ ቁመተይ፡ ሕሉፍ ምጩውነተይ፡ ናይ ትምህርትን ስራሕን ዓወታት ተደሪብዎ፡ ንፈተውተይ ደቂ ተባዕትዮ እናደለዩኒ ክደፍሩኒ ከምዝተሸገሩ መሓዙተይ ወትሩ ዝደጋግማለይ ዘረባ እዩ ነይሩ። ኣብቲ ፈለማ ዝፈጠረለይ ጸቕጢ እኳ እንተዘይነበረ፡ ድሒሩ መብዛሕትኦን መሓዙተን ክሕጺያን ክምረዓዋን ምስ ጀመራ ግን መጻኢየይ ከየተሓሳሰበኒ ኣይተረፈን።

ኣብ'ዚ ወጥሪ እዚ እንከለኹ ግን ንስኻ ብገለ ነጢብካ። ቅድሚ ሽዑ መዓልቲ ርእየካ ዝፈልጥ ኣይነበርኩን። ሰባት ገይሮሞ ዘይፈልጡ ግን ብድፍረት ኣብ ቦታ ስርሐይ መጺእካ "እዘን ደቂ ኦፈስኪ ንዐአን ይደልያኒ ግዲ ኮይነን 'ኣላልያኒ' ተበልክወን ኣብየናኒ፡ ስለዚ ባዕለይ ክላለየኪ መጺአ፡ 'መድሃኔ እበሃል'" ኢልካኒ። ኣብ ጥቓይ ኮፍ ኢልካ ብዙሕ የዕሊክካኒ። ስራሕ ኣለኒ እኳ እንተደጋገምኩልካ ዝሰምዕ እዝኒ ኣይነበረካን። ኣብ'ቲ ፈለማ ጠላሕ ክትብለኒ እውን ኣይከኣልካን። ኣብ ኣእምሮይ ዝነበረ ካብ ዘንበብክዎ ፍቕራዊ መጻሕፍቲ ዝሰኣልክዎ ወድን ንስኻን ናይ ሰማይን ምድርን ፍልልይ እዩ ዘለኩም። ገለ ፍሉይነት ከምዝነበረካ ግን ክኽሕዶ ኣይደልን። "ንጓል ፍቕሪ ብእዝና እዩ ዝኣቱ" ትብል ጥቕሲ ሓቅነት ከምዘለዋ ኣብ ነብሰይ ምስ መጸስ ኣረጋጊጸ እየ። ግዜ እናወሰደ ብዝኸደ ክብህገካን ክናፍቐካን ጀሚረ። ድሕሪ ናይ 25 ዓመታት ዝረኸብክዎ ናይ ፈለማ እሙን ናይ ፍቕሪ ጻውዒት ብምንባሩ እዩ መስለኒ፡ ቀልጢፈ ክነጽገካ ተሸጊረ እየ።

ምስ ዓባየይ ብምዕባየይ ሕሉፍ ሕንቃቐ ኣስተማቒረ ኢለ ይምካሕ ከምዘይነበርኩ፡ ናትካ ሕንቃቐ ንሕሉፍ ሕንቃቐ ዓባየይ ከምዘነኣእስ ገይሩኒ እዩ። እንታይነተይ ከማኻ ገይሩ ዝረዶኦ ሰብ ኣሎ ኣይብልን። ነብሰይ መሲለ ክኸይድ ልዕሊ ማንም ንስኻ ኣተባቢዕካኒ። "ሂወት ሓጻር እያ፡ ዘሐጉሰካ ነገር እናገበርካ ክትሓልፋ ጥራይ እዩ ዘለካ" እናበልካ ንዓይ ዘሐጉስ ካብ ምፍጻም ድሕር ኣይትብልን ነይርካ። የዕሩኽትኻ፡ "ኩሉ ነገርኩም ትኽ ትንፋስ ደቂ ተባዕትዮ የዕሩኽ እምበር፡ ፍቑራት ኣይትመስሉን" ኢሎም ነኣኩዳድናይ ከባጭውሉ ከለዉ ኣብ ጎነይ ደው ትብል ነይርካ። ዝምችኣኒ ክኸደንን ደስ ዝበለኒ ክገብርን ትደፋፍኣኒ ከምዝይነበርካ፡ ወደን ከይሓምያ ሰይቲ ወደን ይሓምያ ከይከውን እምበር ድሕሪ ምምጻእ ትኽ ትንፋስ ዓርክኻ፡ ኩነታትካ ክቕየር ግዜ ኣይወሰደሉን። ዳዊት ካብ ነርወይ ምስ መጸ ቀንዲ ዓርክኻ ብምኳኑ ከይደንጎኻ ክተሳልየኒ ከምእትደሊ ነጊርካ፡ ኣብ ሳልስቱ ነቲ ድኻም ነርወይ ዘይወጸሉ ዓርክኻ ከምዝሳለዮ ገይርካ። ድሕሪ እዛ መዓልቲ ኩሉ ነገር ክቕየር ብምጅማሩ፡ ኣብ'ቲ ምሸት ዝገበርክዎ ንጥፈታት ብምሉኡ ክሳብ ለይቲ ሎሚ ካብ የእምሮይ ክሃስስ ኣይከኣለን።

ኣርእስቲ ዕላልና ካብ ኩነታት ኣየር፡ ናብ ስደት ኣቕኒዑ ድሕሪ ምምሳይ፡ ኣብ ፊትና ዝነበረት ተለቪዥን ነቲ ብኣሜሪካ ዝህደን ዝነበረ ምስራዊ ዊኪሊክስ ዊልያም ኣሳንጂ ኣብ መስኮታ ኣቐልቀለቶ። ዓርክኻ ብዛዕባ እቲ ጉዳይ ግጉይ ሓበሬታ ስለዝነበሮ ነቲ ዝፈልጦ ሓቂ ክነግሮ ከለኹ ምስ ኩሉ ስክፍታይ እየ ነይረ። ሓሳበይ ብናጻ ክገልጽ ወትሩ ትመኽረኒ ብምንባርካ እዚ ነገር ዝትንክፈካ ይመስለኒ ኣይነበረን። ድሕሪ እዛ ዕለት ግን ኩነታትካ ተቐያይሩ። ሰብ ምዙን እዩ ክበሃል ይሰምዕ እኳ እንተነበርኩ፡ ብሓደ ለይቲ ንሰብ ትመዝኖ ኢኻ ዝብል ግምት ግን ኣይነበረንን። እቲ ካብ ምዕቡል ዓለም መጺኡ ዝተባህለ ዓርክኻ ኣብ ፍቕሪ፡ መሰል ደቂ ኣንስትዮን ሓዳርን ዘለዎ ርዲኢት ኣዝዩ ጉህዩ ብምንባረይ ነቲ ምሸት ኣመልኪተ ኣብ ዝቐጸለ መዓልታት ምሳኻ ክዛረብ ኣይደለኹን። ሓደ ምሸት ግን ባዕልኻ ተታዕኒንካ፡ እንታይ ደኣ "ዓርክኻ ከመይ ረኺብካ ኢልኪ ዘይትሓትኒ" ኢልካ ስግንጢር ሕቶ ኣቕሪብካለይ። ኩነታትካ ጽቡቕ ስለዘይነበረ፡ ነቲ ዘሕርቕ ሕቶኻ ሸለል ብምባል፡ "እውይ ረሲዐዮ እንድየ፡ እቲ ፈተና ካብ ክንደይ እዩ ነይሩ፡ ካብ 60 ወይሲ ካብ 100። ሓሊፈ ክኸውን ተስፋ ይገብር" ኢለ ክጨርቀልካ ኣብ

ዝፈተንኩሉ እዋን፡ ኩሉ ነገር ቅጭ ከምዝምጽኣልካ እቲ ቅሉዕ መጽሓፍ ዝኾነ ገጽካ ይምስክር ነይሩ።

ጠባይካ ካብ ግዜ ናብ ግዜ እናተቐያየረ ንራኽበሉ ግዝያት ድማ እናወሓደ ምምጽኡ ብኽፉእ ዓይኒ ኣይረኣኽዎምን። ምስ'ቲ ንልዕሊ 20 ዓመታት ተፈልዩካ ዝጸንሐ ንሽዱሽተ ወርሒ ንዕረፍቲ ዝመጸ ዓርከኻ ብዙሕ ግዜ ኩተሕልፍ ከምዝግበኣካ ተረዲአ፡ ከም ቀደምና ዘይተራኸብና ኢለ ዝተሰከፍኩሉ መዓልቲ ኣይፍለጠንን። ሰብ ምኻንካ ረሲዐ ምሉእ እምነት ኣባኻ የሕዲረ ንኹሉ ብዓቕሊ ተጸሚመ ተጸብየ። ኩነታትካ ግን ድሕሪ ምምላስ ዓርከኻ እውን ክዕረ ኣይረኣኽዎን።

ምቹእነት ከቐድም ከምዘለኒ ወትሩ ከምዘይመዓድካኒ፡ ክዳንን ነዊሕ ጫማን ክገብር ከምዝግበኣኒ ክትነግረኒ ምስ ጀመርካ፡ ኩሉ ነገራት ሕውስውስ ክብለኒ ጀሚሩ። "ኩሕለ ምሕሊ ዘይትገብር ጓል፡ ብዘይካኺ ካልእ ኣብ ኣስመራ ክትርከብ ማለት ዘበት" እናበልካ ኩተነኣእሰኒ ከለኻ፡ "ኑቲ ደሪበን ተተኾሓላ ክንዲ ፍርቅኺ ኣይመጻን እየን" እናበልካ ዘሐንቀቕካኒ እዋናት ዘኪረ፡ ተጸሚመ ሓሊፈዮ። እዋይ ፍቕሪ ክሓስም እታ ናይ ቀደም ኣነ ነዚ ሓድሽ ጠባይካ ተጻዊራ ምሳኻ ክትከይድ'ሲ ይትረፍ፡ ዝቕጽል መዓልቲ ክትርኤካ ፍቓደኛ ኣምበይምኾነትን። ግን ኣስታት ሰለስተ ዓመት ዝሓንቀቕኩሉ ገዛ፡ ከመይ ኣቢለ ክሓድጎ። ኣማሲያኡ ግን ተወዲኡኒ። ንኸይንራኸብ ትፈጥሮ ዝነበርካ ምኽንያታት ናተይ ጉድለት'ዩ እናበልኩ፡ ንኑብሰይ ልዕሊ ዓቕማ ከም እትምጠጥ ገይረያ እየ። ምቹእነት ዘይስመዓኒ ክዳውንቲ እናተኸደንኩን እናተኩሓሓልኩን ከሐጉሰካ ዘካይዶ ዝነበርኩ ኩሉ ፈተነታት ከንቱ ምንባሩ ምስ ተዓዘብኩ፡ ንኑብሰይ ይኣክል ኢለያ። ብርግጽ ምሳኻ ቬሎ ተኸዲነ ወለል ክብል፡ ንዓይን ንዓኻን ዝመስሉ ቆልዑ ክንወልድ ንኽልተ ዓመት ዝሓለምክዎ ሕልሚ እዩ ነይሩ - ግን ብሓደ ኢድካ ኩተጣቕዕ ዘይከኣል ኮይኑ። ኣጓኒኻኒ፡ ኑቲ ገርህን ዘይፈልጥን ልበይ ምስ ኣድመኻዮ፡ ንልበይ ይኣክል ስቓይ ኣብ'ዚ ንወድእ ኢለ የእሚነዮ። ብድሕሪ እዚ ንዓኻ'ውን ዓው ኢለ ክነግረካ ወሲነ። ሽዑ ምሸት ሓደ ነገር ቃል የእትየካ ነይረ። እቲ ካባይ ዘህድመካ ዘሎ ሓቂ ክትነግረኒ። ከምዘይትሕስወኒ ስለዝፈልጥ እየ ነዚ ቃል ተቐዳዲመ የእትየካ። ሽዑ'ውን ዘየኣመልካ፡-

"እንታይ ድዩ መሲሉኪ ሃኒ፡ ኣነን ንስኽን እሞ ረኣይና፡ ንስኺ ሞናሊዛ ትመስሊ ጽብቕቲ፡ ኣነ ኸኣ ወሰዱለይ ከደት እናበልኩ ዕድመይ ከሕጽር ኣይደለኹን። ደሓር ከኣ ኣነ ዝዛረቦ ቋንቋ 'ስፖየር ፓርትስ' መካይን፡ ንስኺ ተተኩርሉ ኣርእስታት ድማ ፖለቲካን ቁጠባን'ሲ ብምንታይ ኢና ክንሰማማዕ። ኣነ ንኣኺ ከርክበኪ ኣይክእልን እየ። እቲ ንስኺ ናብ ደረጃይ ክትወርዲ ከለኺ ድማ ነብስኺ ትመስሊ ብዘይምህላውኪ ናጽነትኪ ዝሸጠልኪ ዘለኹ ኮይኑ እናተሰመዓኒ …

ብድሕሪ እዚ ዝበልካዮ እናተፈለጠኒ ሕቜይ ኣብ ክልተ ዝኀዝዘ ብምንባሩ ሎሚ ደጊመ ክዝክሮ ኣይደልን። ንስኻ ትዛረብ ኣነ ድማ ንማማ ነዚ መርድእ ከመይ ገይረ ከምዝርደኣ የስተንትን። ሓንቲ ከም ሓሙስ ብምኳነይ፡ ወላዲተይ መርዓይ ክትሪኢ ዝነበራ ባህጊ፡ መሳድድታ ኣብ መርዓ ጓላ ከምዝሕግዛኣ ዘኣተዋላ ዘይተኣደነ መብጸዓታት እናተራእያ፡ ድሕሪ መመረቕታይ ዝነበረ ናይ ተለፎን ዕላላትና ብዛዕባ መርዓ ብምኳኑ ኣእምሮይ ክቕስን ኣይከኣለን። ንማማ ብዛዕባኻ እንተነገረያ ደሞዛ'ውን ከይተኸፍለት፡ በታ ናይ መጀመርታ ነፋሪት ተሳፊራ ኣስመራ ብምእታው፡ ንስድራኻ ወድኹምን ጓልናን ስለዝተፋተዉ መርዓ ንግበረሎም ከምእትብሎም ርግጸኛ ብምንባረይ፡ ክሳብ ዳርጋ መወዳእታ ከይነገርክዋ እየ ጸኒሐ። ብዛዕባ መርዓ፡ ንወልዶም ቆልዑን እነጥርዮ ንብረትን ክንዘራረብ ምስ ጀመርና ግን፡ ርግጸኛ ኾይነ ብርሃን ከርእያ ምኳነይ ነጊረያ። ኣብ እዝነይ እልል ኢላ ብምውጫጭ ሓጎሳ መቆጻጸሪ እያ ስኢናትሉ። ሓጎስ ማማ እናረኣኹ እንታይ ከም ዝብላ ጨኒቑኒ ክሓስብ ምንቅስቓስ ከናፍርካ ኣየቋረጸን ነይሩ። ኣብ መወዳእታ ዝሰማዕክዎ ዘረባ፡ "ደሓር ዘይሕጉስ ሓዳር ካብ ነሕልፍ ካብ ሕጂ ንፈላለ" ዝብል ሓረግ ጥራይ እዩ ነይሩ። እዚ እናፈለጥካ ስለምንታይ ግዜይ ኣጥፊእካለይ። ብሓደ ለይቲ ድየ እዚ ኹሉ ምቅይያራት ኣማዕቢለ። እቲ ንዓይ ክትፈትወኒ ከምዝገበረካ ዝነገርካኒ ምኽንያታት፡ ብምሉኡ ሎሚ ከመይ ኢሉ ጠንቂ ምፍልላይናን ምፍሕፋሕናን ይኸውን ኣሎ እናበለ የእምሮይ ዝደርደሮም ሕቶታት ግቡእ መልሲ ከምዘይረኽበሎም ተረዲኡኒ፡ ነእምሮይ ክዓጽዎ እየ ወሲነ። ሓንቲ ክሓተካ ዝደሊ ሕቶ ግን ነይራ። "ከምዘይንውድኦ እናፈለጥካ ስለምንታይ ኣጀሚርካኒ?" ነዚ'ውን ብዘይካ ዝኸውን መሲሉኒ ካልእ ትህቦ መልሲ ኣይነበረካን። ናይ መወዳእታ ሕቶይ ሓንቲ እያ ነይራ፡ "ጋጊኻኒ ዲኻ?"። መልሲ ክትህበኒ ዝብል ትጽቢት ኣይነበረንን።

ብዘይመጠን ዝተጎደአ ልበይ ክጽግን ኣዋርሕ እዩ ወሲዱለይ። ብሰንከኻ ወዲ ዝበሃል ጸሊአ። ማማ እናደወለት ስለዘሸገረትኒ፡ ቁስለይ ቀልጢፉ ክሓውየለይ ኣይከኣለን። መሓዙተይ ብኹነታት ኣዝየን ተሻቒለን ልበይ ዝድብስ ኣዳም ከናድያ ተዋሪደን ነበራ። ጻዕረን የሕዚነናኒ ንንያት መሓዛይ ምስ ዓርኪ ሓዋ ኩተላልየኒ ንፈለማ እዋን ዓርቢ ምሸት ፍቓደኛ ኮይነ። ኣፈን ንምዕጻው እምበር ዝሓሰብክዎ ካልእ ነገር ኣይነበረን። ንእየብይ ኣባህሪረ ክሰዶ እዩ ነይሩ መደበይ። ልክዕ ከምታ ንዓኻ ኣቡቲ ሕቶ ፍቕሪ ኣብ ዘቕረብካሉ መዓልቲ ዝበልኩኻ ኢለዮ። ርእሰ-ተኣማንነቱ ፍሉይ ነይሩ። "እሞ እንታይ ጸገም ኣለዎ መጀመርታ ዘይንውድእ፡ ሽዑ ንጅምር ኢሉኒ"። ኩነታቱ ገሪሙኒ ብጥዕኑኡ'ውን ተጠራጢረ። ለይቲ ብዛዕብኡ ክሓስብ ከይደቀስኩ ሓዲረ። ካብ ዘረባ ማማ ንምግልጋል ድማ ምስኡ ክውድእ ወሲነ። ምስሉይነት ስለዘይረኣኹሉ ኣብ ውሽጢ ወርሒ ንመርዓ ወዲአ። መርዓ ከምዝቖጸርኩ ምስ ፈለጥካ ብዙሕ ናይ ጣዕሳ መልእኽትታት ልኢኽካ። ሽዑ ነታ ሕቶይ መልሲ ከምዝረኸብካላ ብምንጋር ክረኽበካ ግዲ ኢልካኒ። ዝፈልጠኪ መሲሉኒ ነይሩ፡ ግን ኣይፈልጠክን እየ ነይረ እምበር እታ ኣነ ዝፈልጣ'ሲ ምስ ዘይትፈልጦ ሰብ ትውድእ ኣይኮነትን ኢልካኒ። ከም ዝጋገኹኺ ሕጂ ተረዲኡኒ። ሽዑ ዝበልካ ኣይነበረንን። እንተ ሕጂ እሞ፡ እንኳዕ ጋገኻኒ እየ ዝበልካ፡ ንስኻ እንተዘይትጋግየኒ እዚ ሕጂ ዘስተማቕሮ ዘለኹ ምዉቕ ሓዳርን ፍቕርን ኣምበይምረኣኽዎን።

***

# ፍቕሪ ዝረኣየ ዓይኑ ይብራህ!

ዮሃንስ ፍትዊ

"ፍቕሪ ዝረኣየ ዓይኑ ይብራህ!" እናበሉ ኣብ ጎደናታት ፍቕሪ፡ እዛ ምጭውቲ ኩተማ ንዘረኹበዎ ሰብ ዝጣርዑ ኣገባብዘን ጎራዙን ወዝቢ ጎፍ በሉኒ። ሓንቲ ካብኣቶም ቅርብ ኢላ ፍቕሪ'ዶ ኣብ መገድኻ ተጋኒፉካ? ሓተተትኒ። እንታይ ክትብል ደልያ ኣይተረደኣንን። እዚ ዘይጭብጥ ፍቕሪ ከም ሰብ ዝተፈላለየ ዓይነት ዝሕብሩ ኣልባሳት ተኸዲኑ ኣብ ጎደናታት ከም ሰቡ ሸናዕ ይብል ከይህሉ ልበይ ኣመና ተሻቒለት - ሓቃያ ልበይ። እቲ ንሳ ትምካሓሉ፡ ትሓመሉ ቐመም ህይወት ኣብ ፈቐዶ ተዘርዩ መፍቶ በላዕተኛታት ክኸውን ከመይ ኢሉ ክዋሓጠላ። ዘገርምዩ! ፍቕሪ ጉድ ረኺቡ። ንፍቕሪ ኣብ ጎደና ዝደልይዎ ሰባት እንተሃልዮም፡ ፍቕሪ ዝሰከምዎ ሰባት ኣብ ምንታይ ከናድዮምዩ? ምናልባት ገለ ሰባት ፍቕሪ ኣብ ፈርማታታት ኣውቶቡስ ጎፍ ክበሎም ይጸበዩ፡ ገለ ሰባት ድማ ኣብ ካፈታት ውዑይ ዝስተ ኣዚዞ ንበይኑ ክጸንሖም ይምነዩ፡ ገለ ሰባት ከኣ ኣብ "ባሌገ ወንበር" ባራት ተኾይጡ ክጸንሖም ይሓልሙ… ዘገርምዩ። ክሳብ ፍቕሪ ኣብዚ'ዩ ቦታይ ኢሉ ንጹር ኣድራሻኡ ዘይሓበረ፡ ዝኾነ ሰብ ኣብ ዘዝመሰሎ ከናድዮ እንታይ ጸገም ኣለዎ?" ዝበለኒ፡ ፍቕሪ ከናዲ ዘይኣተዎ ቦታ ዘይብሉ መሳርሕተይ ኣይርስዖንየ። ግን እዚ ኩሉ ንፍቕሪ - ናይ ብሓቂ ደዩ? ፍቕሪ ከም ስሙ ፍቕሪ'ዶ ኣይኮነን። እንታይ ድኣ ኩሉም ብእኡ ዘጉረምርሙ። "ሓቀኛ ፍቕሪ እንተርፎ ኣብ ልብወለድ ኣብ ሰባት ኣይረኣኹን" እናበለት ብፍቕሪ እተማርር መማህርተይ ኔራ። ዘረብኣ ማዕረ ክንደይ ብፍቕሪ ከም ዝማረረት ዝእንፍትዩ። ብዙሕ ግዜ ንፍቑራት ብሮምዮን ጁልየትን ክገልጽዎም ይዕዙብ እየ። "እዚ መግለጺ ንዓይ ንውልቀይ እኩል መግለጺ ኣይኮነን፡ ምኽንያቱ ሮምዮን ጁልየትን ኣብ ኣእምሮ ደራሲ ማለት ዊልያም ሸክስፒር ዝተሃነጹ ጠባያት ሓደ መሳጢ ድራማ ድኣ እምበር ናይ ሓቀኛ ዛንታ ፍቑራት ኣይኮኑን" ዝበለኒ ብጻየይ'ውን ኣይርስዕንየ። ናይ ብሓቂ ደዩ ካብዚ ብፍቕሪ፡ ንፍቕሪ ዝተፈጥረ ፍጡር እዛ መሬት ነዚ ዝበቕዕ ዛንታ ብሓቂ ክስራሕ ዘይተኻእለ። ክስራሕ እንተዝካኣል ድኣ'ሞ ስለምንታይ ብጽውጽዋያት ጹሓፍቲ ክሳበ'ለሚ ንጥበር።

ሓደ ከም ተኽሲሻን ሞባይል መዓስን ንምንታይን ከምሻሙ ጎራዙ ዝቐያይር ሰብ ንፍቕሪ ከኣእሶ ምስ ሰማዕኩ ንፍቕሪ ብልቢ ሓዚነሉ'የ። እዚ ወናኒ ሕሱር ልቢ ዝኾነ ሰብ ብፍቕሪ ክጫረቕ ኣይወሓጠልካንዩ።

ኸሊል ጅብራን ኣብ'ታ "Broken wings" እትብል መጽሓፉ ከምዚ ክብል ጺሒፉ፡ "እዚ ጽሑፍ ኑቶም ፍቕሪ እናተዳህዮም ኣእዛኖም ዝኸደኑ፡ ንህላውኑቱ ዘቈናጽቡ፡ ንትርኢት መልክዑ ዘየድንቑ … ኾታስ ብሓይሊ ፍቕሪ ዘይግዝኡ ዝኸውን ጽሑፍ ኣይኾነን፡ ዋላ እንተንብብዎውን ኑቲ ረቂቕ ትርጉሙን ኑቲ ብብርዒ ኣብ ወረቐት ዘይሰፍር ቋንቁኡን ክርድእዎ ስለዘጸግም ኣይምልከቶምንዩ።" ብምባል ኣስፊሩ።

• እንታይ ኢኻ ዝበልካ ፍቕሪ ዘይምልከቶም ሰባትከ ኣለዉ ደዮም?

እሂናይ ድኣ እቶም ትርጉሙ ዘይፈልጥዎ፡ ርዝኑቱ ዘቈናጽብዎ፡ ሕብሩ ዘህስስዎ፡ ሓይሉ ዘይፈልጥዎ፡ ከመይ ኢሉ ፍቕሪ ይምልከቶም!

• ንምኳኑ'ሸ ፍቕሪ ዝጭበጥ ትርጉም ኣለዎ'ደዩ? ንሓንሳብ ምልምማድ'ዩ ትብልዎ፡ ንሓንሳብ ምኽእኣል'ዩ ትብልዎ፡ ኣብ ገለ እዋን'ውን ዕወር ክትብልዎ ሰሚዐ ኣለኹ። እዚ ኹሉ ንኽብሩ ደዩ ወይስ ክብሩ ብልክዕ ስለ ዘይተፈልጠ'ዩ መግለጺታቱ ዝበዝሕ?

መግለጺታት ፍቕሪ ዝበዝሓሉ ምኽንያት ንዓይ ብልክዕ ኣይተመለሰለይን። ንኡስ ግምት ግን ኣይምተሳእነንን። ማለተይ ካብ ውልቀ ኣረኣእያይ ዝፍልም መግለጺታት ወልቀ ሰባት ከም መግለጺ እዚ ክሳብ ሕጂ ወድዓዊ መግለጺ ዘይተረኽቦ ኣምር ፍቕሪ ኮይኑ ኽገልግል ጸኒሑን ኣሎን።

• ስለምንታይ'ዮም ብዙሓት ሰባት ፍቕሪ ለሚ እናበሉ ዘማርሩ? ፍቕሪ ለምን ትማልን ዝተፈላለየ ምስሊ ደዩ ዘለዎም? ወይስ ከም ኩሉ ጊዜ ደቒ ለሚ ስለ እንምረር ኢና?

ገለ ክፋል እቲ ዝበልካዮ ሓቂ ክኸውን ይኽእል'ዩ። ማለት ወዲ ሰብ ንዝሓለፎ ትማል እናናፈቐ ኣዛ ዝሓበረላ ለሚ ብዘይተፈልጠ ምኽንያት እናኣማረረ ስለ ዝሓበር፡ ከም ኩሉ ፍቕሪ ለም ክምረር ክትርእዮ ከለካ ክሕድሽካ የብሉን። ኮይኑ ተሪፉ ግን ፍቕሪ ለምን ትማልን ዘፈላሊ ዘለዎም ኮይኑ ኣይስምዓንን። ምናልባት እቲ ንፍቕሪ ዝጸውር ልቢ ይኹን ኣእምሮ ትማልን ለምን ዝተፈላለየ ኪይከውን ጥርጣረ ኣሎኒ። ትማል ዝነበሩ መንእሰያት ናይ ለሚ ኣቦታትን ኣዴታትን ማለተይ'የ ኣብ ፍቕሪ ዝነበሮም መረዳእታ ካብ'ዚ ናይ ለሚ ወለዶ ዝተፈልየ ኔሩ ክኸውን ይኽእል'ዩ - ብርግጽ'ውን ከምኡ'ዩ። ናይ ለሚ መናእሰይ ኣብዚ ክጭብጥ ዘይተኻእለ ፍቕሪ ዘለዎም መረዳእታ ብፍላይ ምስ ናይ ትማል መናእሰይ ብምውድዳር ማለተይ'የ ኣገዳሲ ዘስክፍ'ዩ ክበሃል ይከኣል - ካብይ ጀሚርካ ማለት'ዩ። ሓንቲ ፈላጢተይ ዝነበረቶ ኣብኦት መሰከይታ ዕላልና ክኸውን ይኽእል'ዩ። ኣስታት ክልተ ዓመት ብ "ፍቕሪ" ምስ ሓደ ምስ ዞረት፡ ኩሉንትንኣ'ያ ኑቲ በጽሒ ወፍያቶ። ሃንደበት ግን ርክቦም ኣብቂዑ። ምኽንያት ናይ'ዚ ንኽፈልጥ ምስ ተወከስክዋ ዝሃበትኒ መልሲ ዘስደምምዩ። ቃል ብቓሉ "He is not my type!" ዘገርምዩ ኩሉንትንኣ ዝሃበቶ ሰቡ፡ ናተይ type ኣይኮነን ኢላ ኣብ ሓንቲ ለይቲ ርክቦም ሃደሽደሽ ኣቢላቶ። ካልእ ይትረፍ እዛ መእሰይ ብኦብሳ እንተትሓስብ ኑቲ ሳህመት ጽባቒኣ ዝወሰደ መንእሰይ፡ ኣይምገደፈቶን። እቲ ናተይ እትብሎ ብቛንቋኣ 'ታይፓ' ምስ ረኺቡቶ እትልግሶሉ ህያብ እንታይ ክኸውን'ዩ እንድዒ። ኮይኑ ግን ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ ኩነታት እንነብር መናእሰይ ኣረኣእያና ኣብዚ ኣምር ከለበርኽ ዝግባእ ይመስለኒ። ሰባት ንፍቕሪ ኽናድይዎ ኣብ ጎደናታት ምዛር እንተጀሚሮም፡ መን ይፈልጥ ፍቕሪ'ውን ክጸርዎ ዝኽእሉ ልብታት ኽናዲ ኣብ ልብታት ሰባት ሰፊሕ ዑደት ክገብር እንተኾነ፡ ናይ መን ምኳና ዘይክዘክራ ደስ ትብለኒ ጥቕሲ "ኽትፍቀር እንተደሊኻ፡ እቲ እንኮ መገዲ ኽተፍቅር ጥራይ'ዩ ዘለካ" ትብል'ያ።

## ሕግን ስነ-ምግባር

ብሚኪኤል ጸጋይ

# መጻምድትኻ ብሌላን ፍቕርን ምምራጽ ስልጣነ ድዩ?

እዚ ጽሑፍ'ዚ ብወለዲ ዝውሰን ወይ ዝስራዕ መጻምድቲ ረኺብካ ምምርዓውዶ ወይስ መንእሰያት ብናጻ ምርጭኦም መጻምድቲ ረኺቦም ክምርዓዉ ይበልጽ ዝብል ክትዕ ኣልዒሉ ክምልስ ዝተበገሰ ኣይኰነን። ከምዚ ዓይነት ሕቶ ከይተጸንዐን ብስምዒትን ክምለስ'ዉን ኣይግባእን። እንተኾነ እቲ ብመንእሰያት ኣበር ዘይብሉን እዋናዉን ኰይኑ ዝግለጽ መጻምድትኻ ካብ ጽልዋ ወለድኻ ወጺእካ ናይ ምምራጽ ጉዳይ ከምቲ ዝመስሎ ልሙጽ፡ ጉድኣት ዘይብሉ፡ ተመራጺ፡ ምስ ዘመናውነት ግድን ክተኣታቶ ዘለዎ ኣገባብ ከም ዘይኰነ፡ ብወለዲ ዝስራዕ መርዓ ድማ ምልክት ድሕረት ከም ዘይኰነ ሓበሬታ ክህብ ይኽእል ይኸውን። መጀመርታ ግን ታሪኽ ኣንድርያ ንርአ።

ኣንድርያ መጻምድትቲ ኣብ ምርካብ

ሓደ ዓመጽ፡ ሾሞንተ እዋን ጥንሲ፡ ሹዱሽተ እዋን ምንጻል ጥንሲ፡ ክልተ ዉላድ

ኣንድርያ ሎሚ ኳል 29 ዓመትን ኣደ ክልተ ቆልዑትን'ያ። ንሓጺር እዋን ተመርዕያኳ እንተነበረት፡ ብምኽንያት ዘይምስምማዕ ምስ ሰብኣያ ተፈላልያ ትርከብ።

ቅድሚ መርዓኣ፡ በቲ ብሌላን ፍቕርን መጻምድትቲ ናይ ምርካብ ባህሊ ተመሪሓ፡ ኣብ ጉዕዞ ዕርክነትን ወሲብን ከርተት ኢላ። እቲ ናይ መጀመርያ ዕርክነት ገና ኳል 13 ዓመት ከላ ጀሚራቶ። እቲ ዓርካ'ዉን ንዕኣ ብሓደ ዓመት ጥራይ ኢዩ ዝዓብያ። ሓደ መዓልቲ ካብ ቤት ትምህርቲ ናብ ገዛ እናተመለሱ'ከለው ኣብ ሓደ ጽሙው ዝበለ ቦታ ንክስዕማ ይሓታሞ ትነጽጎ። ድሓር ብስባር ጥርሙዝ መሳሊ ኣብ ክሳዳ ብምህራም ንስጋዊ ርክብ ኣገዳዳ። ክዳውንታ ብምውጻእ ድማ ክብረ ንጽህናኣ ደፈረ። እዚ ፍጻመ እዚ እቲ ኣብ ህይወታ ዝመረረ ተመኩሮን በሰላ ኳሂ ዝገደፈላን ኰነ። ኣብ ክሳዳ እናደመየት ገዛ ምስ በጽሐት ንኣዲኣ፡ ክልተ ብዕድመ ዓበይቲ ደቀንስትየ ከም ዝሃረማኣ ነገረት። ዕድሚኣ 22 ዓመት ክሳብ ዝበጽሕ ድማ እዚ ናይ ዓመጽ ፍጻመ ናይ ልባ መሪር ምስጢር ኰይኑ ተረፈ።

ብድሕርዚ ዕድሚኣ 15 ምስ ኣኸለ ዝሓልየላን ዘፍቅራን ዓርኪ ንምርካብ ድሌት ኣሕደረት። ምስ ሓደ "ኣፍቂረየ" እትብሎ መንእሰይ ኣዘውቲራ ስጋዊ ርክብ ትፍጽም ድማ ነበረት። ኳል 16 ዓመት ምስ ኣኸለት ድማ ጥንሲ ሓዘት። ካብ "ኣፍቃሪኣ" ገጽ ስለዘይረኸበት ግን ኣብ ዞባዊ ክሊኒክ ብምኻድ ነቲ ጥንሲ ነጸለቶ። ናይ መጀመርያ ጥንስን ምንጻል ጥንስን።

ካብታ ናይ ቦኽሪ ጥንሳ ዓመት ከይወጽአት፡ ካብ ካልእ ዓርካ ጠነሰት። እንተኾነ እቲ ጥንሲ ስለዘይረግአ ኣይቀጸለን። ካልኣይ ጥንስን ምንጻል ጥንስን።

ንኣስታት ክልተ ዓመት ከም ዓርኪ ዝሓዘቶ ኤጅን ኣዝያ ተፍቕሮ ነበረት። ምስቶም ከም ዓርኪ እትሕዞም ስጋዊ ርክብ ክትፍጽም ግድን ግዲ ነይሩ ካብ ኤጅን'ዉን ጠነሰት። ነዚ ጥንሲ'ዚ ብግቡእ ሓሪሳ፡ ወሊዳ ከተዐቢ ዓሚቝ ናይ ኣደነት ባህጊ ሓደራ። እንተኾነ ኤጅን ነቲ ጥንሲ ክትንጽሎ ቀሰባ። ኣንድርያ ብዛዕባ ኤጅን ክትዛረብ'ከላ፡ "ንኤጅን የፍቅሮ ነይረ፡ ኣብ መርዓ ክንበጽሕ'ዉን ሃረርታ ነይሩኒ። ድሌቱ ኣማሊአ ዝሕዞ መሲሉኒ ዝሓተተኒ ዓይነት ስጋዊ ርክብ ዋላ እቲ ዘይባህርያዊ ይፍጽም ነይረ" ትብል። እንታይሞ ይግበር! ኤጅን ግን ከምቲ ናታ ሃረርታ ኣይነበሮን። ኤጅን ኣብቲ እዋን ምፍልላዮም ጠባይ ቀይሩ ነይሩ። ንኣንድርያ ይንዕቓ፡ ይጸርፋን ይሃርማን ነበረ። እቲ መከረኛ ጥንሲ ግን ተነጸለ። ሳልሳይ ጥንስን ምንጻል ጥንስን። ኣብ መወድእታ ኣንድርያ ካብ ኤጅን ረሓቐት።

ኳል 18 ምስ ኣኸለት ምስ ቪየ ተላለየት። ምስ ቪየ ዝጸንሓቶ እዋን ነዊሕ ከይኰነ ኣይተርፍን። ምኽንያቱ ካብ ቪየ ሰለስተ እዋን'ያ ጠኒሳ። ሰለስቲኡ ጥንሲ ግን ካብ ምንጻል ኣይሓለፈን። እቲ ክልተ ጥንሲ ብናይ ቪየ ጸቕጢ ኢያ ዝነጸለቶ። ኣንድርያ ሕጂ'ዉን ብዛዕባ ጥንሳን ዓርካ ቪየን ከምዚ ዝስዕብ ገሊጻ።

ምስ ቪየ ኣብ ዝነበርክሉ ዋላ ቅድሚኡ'ዉን ወሊደ ክስዕም ሃረርታን ብቕዓትን ነይሩኒ። ኣቦኦም ዘይተቐበሎም፡ ምስ ንጽል ወላዲት ብከርተት ዝዓብዩ ህጻናት ከዐቢ ግን ኣይደለኹን። ቪየ ክሕግዘኒ ኰነ ክምርዓወኒ ሓቀኛ ድሌት ወይ ቅሩብነት ኣይነበሮን።

ኣንድርያን ቪየን ብዙሕ ግዜ ብባእሲ ተፈላሊዮምን ዳግማይ ተዓሪቖምን ኢዮም። ኣብ ከምዚ ኩነታት ኳል 20 ዓመት ምስ ኰነት ካብ ቪየ ንራብዓይ እዋን ጠነሰት። እዚ ጥንሲ'ዚ ሕሉፍ ጭንቀት ኣኸተለላ። ርእሰ ቅትለት ንምፍጻም'ዉን ተደናደነት። እቲ ዳሕረዋይ ጥንሲ ጭንቀት ዘኸተለላ ድሕሪ ሕጂ ጥንሲ ከም ዘይትንጽል ኣብ ቅድሚ ኣምላኽ ተናሲሓን ተመባጺዓን ስለዝነበረት ነበረ። ሽዑ ግዳ ቪየ ርክቦም ክቕጽል ከም ዝደሊ ኣረጋገጸላ። እንተኾነ ኣንድርያ ርክቦም ዝቕጽል ምስ ዝመርዓዋ ጥራይ

ምኽኑ ስለዝገለጸትሉ ኣብ ሓሙሻይ ወርሒ ናይ ጥንሳ ተመርዓዉ። ድሕሪ ኣርባዕተ ወርሓ ድማ ቦኽሪ ወዳ ተገላገለት። ኣብ ዓመታ ድማ ምሒር ዝተጻዕረትላ ጓል ደገመት።

ከርተት ኣንድርያ ግን ኣየብቀዐን። ብመርዓን ዉላድን ተወሊዓ ዝበርሀት ቀንዴል ጭልምልም ክትብል ጀመረት። ንሳ ብሰንኪ ምእላይ ቆልዑት ካብ ገዛ ወጺኣ ሰሪሓ ንበዓልቤታ ክትሕግዞ ስለዘይከኣለት እቲ ንሱ ሰሪሑ ዝረኽቦ ኣታዊ ድማ ነታ ስድራቤት ዝኣክል ስለዘይነበረ ብሕጽረት ገንዘብ ሕለቶም ክመልቁ ጀመሩ። ሓዳሮም ድማ ወግሐ ጸብሐ ቆይቍ ኰነ። ግቡእ ፍትሕ ከየካየዱ ድማ ብባእሲ ተፈላለዩ።

"ሎሚ ንድሕሪት ተመሊሰ ክርእዮ ከለኹ" ትብል ኣንድርያ፦

ክሳዕ ዕለት መርዓይ ዝፍጽሞ ዝነበርኩ ስጋዊ ርክብ ርውየትን ቅሳነትን ኣይነበሮን። ድሌት ደቂ ተባዕትዮ ኣማሊእካ ሰብኣይ ንምሓዝ ጥራይ'ዩ ነይሩ። ክሳብ ጓል 18 ዓመት ዝኣክልን ብዛዕባ ጾታዊ ርክብ ኣብ መጽሄት ዘንብብን ድማ ደቀንስትዮ ኣብ ጥርዚ ጾታዊ ስምዒት ዝበጽሓን ርውየት ዝረኽባን ኣይመስለንን ነይሩ። ሕጂ ግን ብቕዕቲ ጓልኣንስተይቲ ኰይነ እስማዓኒ።

እዚ ዝበለት ወዲ 67 ዓመት ጠበቓን በዓል ሓዳርን ዘፍቅራ ምኽኑ ይገልጸላ ኣብ ዝነበረሉ እዋን'ዩ። በዓል ሓዳር ይኹን'ምበር ንኣንድርያ ብሒያዉነትን ሓልዮትን ይቐርባ። ህያብ ይወስደላ። ዕለታዊ መነባበሪ ድማ ይሽፍነላ። ኣንድርያ ከምዚ ዓይነት ፍቕሪ ዝቕልባ ወዲተባዕታይ ረኺባ ከም ዘይትፈልጥ ገሊጻ።

ካብ ታሪኽ ኣንድርያ ንረኽቦ ሓቅታት ህይወት

1. ብዓይነትን ዓቐንን ዝፈላለ ይኹዉን'ምበር፡ ከምዚ ናይ ኣንድርያ ታሪኽ ጾታዊ ፍቕሪ፡ ወሲብን ሳዕቤናቱን ዘጋጥመን ኤርትራዉያን ደቀንስትዮ ከም ዘለዋ ካብቲ ሓደ ሓደ እዋን ዝግለጽ፡ መብዛሕትኡ እዋን ግን ከይተገልጸ ዝተርፍ ዘይተደልየ ጥንሲ፡ ምንጻል ጥንስን ምድርባይ ወይ ምቕታል ቆልዓን ክፍለዋ ይከኣል። ኣብ ገለ ደቀንስትዮ ዝተራእየ ዕድል መርዓን ካልእ ዕድላትን ዝሰበረ ዉላድ ምትራፍን ተዓሚጸን ወይ ተታሊለን ዝተረፋ ምህላወን'ዉን ካልእ ኣብነት ኢዩ።



2. ኣንድርያ ኣብቲ ትነብረሉ ሃገር ምንጻል ጥንሲ ፍቑድ ስለዝኾነ ካብ 5 እዋን ዘይውሕድ፡ ኣብ ክሊኒክ እናኸደት ብሕጋዉን ኣብ ትሕቲ ብቑዕ ክንክንን ጥንሲ ትንጽል ምንባራ ርኢና። ምንጻል ጥንሲ ኣብ ሃገርና ፍቑድ ብዘይምኽኑ ዘይተደልየ ጥንሲ ዘጋጠማ ጓል ኣንስተይቲ ብሕቡእ ክትንጽል ክትብል ኣብ ሓደጋ ሞት ወይ መጉዳእቲ ከምኡ ድማ መቕጻዕቲ ዘውድቓ'ዩ።

3. ታሪኽ ኣንድርያ፡ ነቲ ወለዲ ንደቆም ዝሰርዕዎ ወይ ዝምድብዎ መርዓ "ጨ

ቓኒ'ዩ" ብምባል ነጺግና፡ ብዙሓት መንእሰያት ተዋፊርናሉ ዘለና ብሌላን ፍቕርን መጻምድቲ ናይ ምድላይ ዕዳጋ፡ ምሉእ ብምሉእ ዉሑስነት ዘይብሉ ምኽኑ የርኢ። እቲ ሓደ ናይ ብሓቂ ብንጹህ ድሌት ክቀራረብ ከሎ እቲ ካልእ ድማ ንግዝያዊ ርውየት፡ ጥንሲ ምስ ኢጋጠመ ምህዳም ወይ ምኽሓድ፡ ጓል ንሩካበ ስጋ ኣብ ትነጽገሉ እዋን ወይ ጠባይ መጻምድታ ርእያ ምርጫ ኣብ ትልውጠሉ እዋን፡ በቲ ዘይሓቀኛ ተጸማዲ ዝፍጸም ዓመጽ፡ ቅትለት ወይ ኣካል ምጉዳል ወዘተ የርኢ።

4. ፍቕርን ምቅርራብን ከም ሕጊ መርዓ ዕድመ ስለዘይፈሊ፡ ወሊዶም ከዕብዩ ይኹን ክምርዓዉ ስነህይወታዊ ኰነ ማሕበራዊ ብቕዓት ዘይደለቡ ትሕቲ ዕድመ መንእሰያት ብስም ፍቕርን ዓርኪ ምንዳይን ክቀራረቡን ኣብ ጥንሲ፡ ብኩራት ትምህርትን ዕዮን ክኣትዉ ዓጋቲ የብሎምን (ኣንድርያ ጓል 13 ዓመት ከላ ዓርከይ ብዝብላ ወዲ 14 ዓመት ከም ዝተዓመጸት ኣብዚ ታሪኽ ተጠቒሱ ኣሎ)። ኣብ ሃገርና'ዉን ሓደ ሓደ ዓመጽ ኰነ ስጋዊ ርክብ ዝፍጽሙ መንእሰያት ናይ ክልቲኡ ጾታ ክእመን ብዘጸግምን ብዘሕፍርን ዕድሚኦም እናተሓተ ክኸይድ ይርከብ (ኣብ ፖሊስ ዞባ ማእከል መህደሲ ትሕቲ ዕድመ ንምውካስ ይከኣል)።

5. ብናጻ ምርጫ መጻምድቲ ኣብ ዝድለየሉ እዋን፡ ጉዳይ ስጋዊ ርክብን ሳዕቤናቱን ብኸመይ ኢዩ ዝተሓዝ? ብዛዕባዚ ክትዕ ኣብ ዝለዓለሉ እዋናት ብገለ መንእሰያት ዝወሃብ ርእይቶ ኣሎ። "ክትላለ ክትፋቐር ይከኣል'ዩ፡ እንተ ስጋዊ ርክብ ግን ክሳብ መርዓ ዝፍጸም ብምሕራም ክጽናሕ ይከኣል ኢዩ።" ዝብል'ዩ። እዚ መጐተኻ ንምጽባቕ ዝበሃል ድዩ ወይስ ግብራዉነት ኣለዎ? ጉዳይ ዕርክነት ብዝተፈላለየ ምኽንያት ምስ ዝናዋሕ ጾታዊ ርክብ ይስገርዶ? ወይ ድማ ምምራጽ ማለት ካብ ብርክት ዝበሉ ደቂተባዕትዮ እንተኹይኑ፡ መሪጺት ከምዚ ናይ ኣንድርያ ካብ ዓርኪ ናብ ዓርኪ ኣብ ትሰግረሉ እዋን ንድምር እዋናት ብዓወት ትሓልፎዶ?

# ባህላዊ ንጽጽር መርዓ

## ብምርጫ ወለዲ ዝፍጸም መርዓ ኣብ ቻይና

ኣብ ቻይና ክሳብ 1950ታት መርዓ መንእሰያት ቡቲ ወለዲ ንደቆም መጻምድትቲ ብምምራጽ ዝካየድ ስሩዕ መርዓ ካካየድ ጸኒሑ። ወለዲ ንደቆም መጻምድትቲ መሪጾም የመርዕዉ። ናይ ሕጸን መርዓን ህያባትን ገዘምን ዝቕበሉ'ውን ወለዲ ኢዮም። ድሕሪኡ ዝተጠቕሰ እዋን ግን ቻይናውያን መንእሰያት ኣብ ሌላን ፍቕርን ዝተመርኰሰ መርዓ ክፍጽማ ነጻ ምርጫ ክህልወን ድሌት ከርእያ ጀመራ። ዳይ ኬጁንግ ኣብ ዘካየዶ መጽናዕቲ ኣብ 1946 መጻምድቲ መሪጸን ወይ ብፍቕሪ ናይ ዝተመርዓዋ ደቀንስትዮ ቁጽሪ ባዶ ካብ ሚእቲ ነይሩ። ኣብ 1953 ካብ ዝተመርዓዉ መጻምድትቲ፡ መጻምድተን መሪጸን ወይ ብፍቕሪ ዝተመርዓዋ ደቀንስትዮ ናብ 14/% ክብ ክብል ከሎ፡ ኣብ 1986 ናብ 22/% ወሲኹ። ይኹንምበር ኣብ ቻይና ጽልዋ ወለዲ ኣብ ምምራጽ መጻምድትቲ ክሳብ እዚ እዋንዚ ዓቢዩ ዘሎ። ነዚ ዝወሃብ ምኽንያት ስድራቤታዊ ጥምረት ኣብ ቻይና ገና ሓያል'ዩ ዘሎ። ጓል ምስ ወዲ ብቆጸራ ወይ ብዕርክነት ክትራኸብ ክሳብ ሎሚ ባህሊ ዝድገፍ ኣይኮነን።

ስልጣነ ቻይና ኣብ ተክኖሎጅን ኣብ ትምህርትን በጺሖዎ ዘሎ ብራኸ ኣብ ግምት ኣእቲኻ "ፍቕርን ዕርክነትን መሰረትካ ዝኣቶ መርዓ" ወይ "ፍኑው ስጋዊ ርክብ" ምስ ዘመናወኑት ወይ ምስ ቁጠባዊ ምዕባለን ዓውለማን ግድን ዝኸሰት ከም ዘይኮነ የርእየና። ድሌት እንተሃልዩ ዋላ ኣብዚ ዘመነ ዓውለማ ክብርታትካ ክትዕቕብን ንዓኻ ብዘገልግል ከተማዕብሎን ይከኣል ኢዩ። ክብርታት ሕብረተሰባት ብቐሊልን ብዘይ ምኽንያትን ዝብሕጐግ ከም ዘይኮነ የርኢ።

## ባህላዊ ንጽጽር

### ሃገረ ጾታዊ ፍቕሪ ኢና! ምስ ፍቕሪ ፍቕሪ ሓዘና!

እዚ ኣብዚ ንኣብ ኣርእስቲ ተመልኪቱ ዘሎ ብህሎ ናይ ኣመሪካውያንዩ። ትሕዝቶኡ ድማ ጾታዊ ፍቕሪ (Romantic love) ከም ክብርናን ባህልናን ወሲድናዮ ኢና ዝብል ኰይኑ ንረኽቦ። "ብነጻ ምርጫ ምፍቃርን ኣብ መርዓ ምብጻሕን ስልጣን ናይ መንእሰያትናዩ" ይብሉ። ሮቢን ዊልያምስ ዝተባህለ ምሁር ስነ-ሕብረተሰብ፡ ኣብ ኣመሪካ ኣለዉ ካብ ዝብሎም 15 ሃገራዊ ክብርታት ሓደ "ብነጻ ምርጫ ወይ ፍቕሪ መጻምድትኻ ምምራጽ" ምዃኑ ኣስፊርዎ ይርከብ።

እንተኾነ ብመሰረት መጽሓፍ ዲያና ኬንዳል (2007)፡ መትከል መጻምድትኻ ብነጻ ምምራጽ ፍኑው ስጋዊ ርክብ ብምኽያድ ናይ ትሕቲ ዕድመ ጥንስን ካብ መርዓ ወጻኢ ዝውለድ ቆልዓን ዝቕበል ኣይኮነን። ጥንሲ ትሕቲ ዕድመን ምስ ሓደ ወላዲ ጥራይ ዝዓቢ ቆልዓን ሰኸም ሕብረተሰብ ኣመሪካ ከም ዝኾኑን ንምዕጋቶም ኣሸገርቲ ምዃኖምን ናይ ስነ-ሕብረተሰብ ጽሑፋት የረጋግጹ። ኣብ ፖሊስ ኣመሪካ ካብ ዝምዝገብ ብዙሒ ዓመጽንውን፡ ኣብ መንጎ ኣዕሩኽ ዝፍጸም ዓመጽን ናይ ቆጸራ ዓመጽን (date rape) ከም ዝኾኑ ምግንዛብ ኣገዳሲ'ዩ። ኣብ ኣመሪካ ይኹን ኣብ ካልኦት ሃገራት ኤውሮጳ "ጾታዊ ፍቕሪ" ሓልዮትን ሓላፍነትን ዝተነፍገ ስጋዊ ርክብ ወይ ድማ መሳለጥያ ዓመጽ ኣይኮነን። ብዙሕ ካቡቲ ዝምስረት ዕርክነት ግን ነዚ ሳዕቤናትዚ ንኽልእ ገበናትን ምቅልዑ ኣይተረፈን።

ሮበርት ጀይ ብሪም (2003) ብዛዕባ ጾታዊ ፍቕሪ ኣብ ኣመሪካ ካልእ ሓሳባት ይውስኽ። ዋላ ኣብ ሃገረ ኣመሪካ እንተኾነውን ፍቕሪ ንበይኑ መጻምድቲ ኣብ ምምራጽ ኣኻሊ'ዩ ምባል ዓቢ ጌጋ ምዃኑ የረድእ። ንመን ከም ተፍቅርን ምስ መን ከም እትምርዖን ዝውስኑ ካልኦት ረቛሒታት ከም ዘለዉ የዘኻኽር። ነዞም ዝስዕቡ ድማ ይጠቅስ።

• መርዓ ሒዝዎም ዝመጽእ ጸጋታት ከም ሃብቲ፡ ትምህርቲ፡ ዓይነትን ክብርን ሞያ ስልጣን (ሽመት)፡ ዝንባለ (taste)፡ ማሕበራዊ ደረጃ (status)

• ሳልሳይ ኣካል፡ ወለዲ፡ ኣዝማድ፡ ጐረባብቲ፡ ከም..... ወዘተ። እቶም ዝተመራረጹ ወይ ዝተፋቐሩ ካብ ክልተ ብዓሌት፡ ሃይማኖት ወይ ብኻልእ መምዘኒ ዝፈላለዩ እንተኾይኖም ዝምድንኦም ብሳልሳይ ኣካል ክጽሎ ወይ ክዕንቀፍ ይኽእል።

ንኣብነት ኣብ ኣመሪካ ዓመታዊ ካብ ዝፍጸሙ ስነ ስርዓት መርዓታት፡ 90% ጸለምቲ ኣመሪካውያን ኣብ ውሽጢ ዓሌቶም (ጸለምቲ) ይፍጽም። ፍቕሪ "ዓሌት ኣይብልንዩ" ዝብል ሮማንቲካዊ ኣበሃህላ ግን ይስማዕ። ጸለምትን ጻዕዱን ኣመሪካውያን ዝፋቐርሉ ኣጋጣሚታት ከም ዝህሉ'ውን ዝከሓድ ኣይኮነን። ፍቅሪ ግን ብሳልሳይ ኣካል ይጽሎ ኢዩ። ዋላ እቶም ካብ ኤስያ ዝመጽኡ ኣመሪካውያን (ኤስያ ኣመሪካውያን)'ውን መውሰቦኦም 75/% ኣብ ውሽጢ ዓሌቶም ኢዩ። ኣይሁድ ኣመሪካውያን 80% ኣብ ውሽጢ ኣይሁዳዊ ሃይማኖቶም (ኣይሁድ ምስ ኣይሁድ) ይምርዓዉ። 60% ኣመንቲ ካቶሊክ መውስቦኦም ኣብ ውሽጢ ሃይማኖቶም ኢዩ። ስለምንታይ ድኣ ነጻ ምርጫ ፍቕሪ ንሃይማኖታውን ዓሌታውን ሓጹር ዘይዘለለ? ፍቕሪ ዓይኒ ኣለዎ ድዩ? እዚ ዘርእየና ኣብ መውሰቦ፡ ብነጻ ምርጫ ወይ ብፍቕሪ ጥራይ ዝምራሕ ባህሊ ሕብረተሰብ ከም ዘየለ ኢዩ።

### ባህላዊ ንጽጽር

#### ህንዳውያን ወለዲ መጻምድትቲ ደቆም ንምድላይ መራኸቢ ብዙሃን ይጥቀሙ

ኣብ ህንዲ እምነትን ጥምረትን ወለድን ደቆምን ጸኒዑ ይርከብ። ወላድ ንወለዱ ኣብ ዘኖቕሰን ወይ ኣብ ዘዋሐገስ መውሰቦ ምእንቲ ከይጸምዶም፡ ሕርያ መጻምድትቲ ብመንእሰያት ዘይኮነስ ብመንገዲ ወለዲ ይካየድ። ኣቡቲ ምሁራት ብጻዕቂ ዝርከብዎ ከተማታት ከይተረፈ ወለዲ ገና መጻምድቲ ደቆም ይውስኑ ወይ እንተውሓደ ፍቓዶም ይሕተቱ።

"ጓል መን ኣላ" ምስ ወደይ እትዋሰብ ኢልካ ጓል ምንዳይ ግን ጸዕቂ ሰብ ኣብ ዘለዎ ከተማታት ኣይከኣልን ኢዩ። ስለዚ መራኸቢ ብዙሃን ከም ምርጫ ይውሰድ። ጋዜጣን ኢንተርነትን ድማ ኣብዚ ዕማም ከም መሳለጥያ ይምረጽ። ሰንበት ሰንበት ኣብ ዝሕተም ጋዜጣ " እከለ ዝተባህለ መልከዐኛ፡ ዕድመ ክንደዚ፡ በዓል ከምዚ ዓይነት ሞያን ስራሕን" " እከለ ዝተባህለት ቆንጆ፡ ዕድመ ክንደዚ፡ ክንደዚ ቑመታ፡ ምርቕቲ ኰሊጅ ወይ በዓልቲ ሞያ" ዝብል ሓበሬታ ምንባብ ልሙድ ኢዩ። ግብረ መልሲ ምስ ተረኽበ ወለዲ ኣብ ምምማይን ሕርያን ዓቢ ግደ

ይወሃቦም።

እዚ ናይ ወሉዲ ፍቓድን ሕርያን ኑቶም ኣብ ዉሽጢ ህንዲ ዝርከቡ መንእሰያት ጥራይ ዝምልከት ኣይኮነን። ዋላ እቶም ኣብ ስደት ዝርከቡ ህንዳዉያንዉን ምስ ወለዶም ዝህልዎም ርክብ ጽኑዕ ኢዩ። ንኣብነት ወዲ 34 ዓመት ሳንጂት ኣብ ኣመሪካ ዝነብር ህንዳዊ ኢንጅነር ኢዩ። ካብ ወዲ 12 ዓመት ኣትሒዙ ኣብ ኣመሪካ ይቕመጥ ነበረ። ክምርዖ ምስ መደበ ድማ ወለዱ መጻምድቲ ከመርጽሉ'ሞ ንዕርፍቲ ንሃገሩ ምስ ተመልሰ ክምርዖ ንወለዱ ሓቢርዎም። ወለዱ ስሙ፡ ሞያኡን ስእሉን ኣብ ጋዜጣ ምስ ኣውጽኡ 103 ስድራቤታት ግብረ መልሲ ጽሒፈን። ስድራቤት ሳንጂት ቁጽሪ ተገደስቲ መምዮም ናብ 7 ከም ዝወርድ ገይሮሞ። ምስተን ዝተመመያ ስድራታት ድማ ዝርርብ ጀመሩ። ሳንጂት ድማ ብኸምዚ ኣጋባብ መጻምድትቲ ረኺቡ ተመርዕዩ።

ኣብ 1996 ካብ ዝተመርዓዋ ህንዳዉያን ደቀንስትዮ እተን 81% ብወለደን ብዝተሰርዐ መርዓ ተዋሲበን። ካብዘን 81% ምርዑዋት እተን 94% ጽኑዕን ስሙርን ሓዳር ክምስርታ በቒዐን።

ኣብ ማእከላይ ደርቢ ዝርከባ ደቀንስትዮ ህንዲ ኣብ ስራሕ ወይ ኣብ ሞያ ዝተፋቐርኦ ወዲ ክምርዓዋ ይፍቀደለን ኢዩ። እንተኾነ ብዙሓት ካብኣተን ነዚ ናይ ሕርያ መሰለን ንወለደን ዝህባ ኢየን። ሓንቲ ምህርቲ መንእሰይ ንኣብነት ፍቕሪ ንመርዓ ኣገዳሲኳ እንተኾነ ፍቕሪ ጥራይ ንሕገብ መርዓ እኹል ከም ዘይኮነ ትጠቕስ። ስድራቤታ መጻምድትቲ ክረኽቡላ ኣብ ዝሓበርቶም እዋን ድማ “ እቲ ዝምርጸላ መጻምድቲ ድሓን ኣታዊ ክህልዎ ወይ ኣታዊ ክህልዎ ተኽእሎ ዘለዎ፡ ከምኡ ድማ ጽቡቕ ጠባይ ካብ ዝዉንኑ ስድራቤት ዝተወልደ ክኸዉን ሓደራ ኢላቶም። ቅድሚ መርዓኣ ኣብ ሰለስተ ኣጋጣሚ ጥራይ ብዓይና ምስ ዝርኣየቶ ብወለዳ ዝተመርጸላ መጻምድቲ ተመርዕያ ሰላማዊ ናብራ ከም ዝመርሐት ድማ ዛንታኣ ይሕብር። ሓንቲ ህንዳዊት “ኣብ ኣመሪካ ዝተበኣሱ ምርዕዋት ናብ ፍልልይ ይኸዱ፡ ኣብ ህንዳዉያን ግን ባእሲ መርዓውቲ ናይ ስድራቤትና ይኸይድ” ትብል

ባህላዊ ንጽጽር

መውስቦ ኣብ ብሄራት ኤርትራ

ኣብ ኤርትራ መርዓ ንኽልተ መጻምድትቲ ብቃልኪዳን ወይ ብዓቕድ ዝኣስር ጥራይ ዘይኮነስ ኑቶም ክልተ ወለደኛታት ማለት ንእንዳ ወድን ጓልን ምስ ናይ ቀረባ ኣዝማዶም ዘዛምድ ኣገዳሲ ናይ ህይወት ፍጻመ'ዩ።

መጻምድቲ ናይ ምምራጽ ሓላፍነት ከም ኣብ ሙብዝሕትኦን ያታዉያን ሕብረተሰባት ናይ ወሉዲ ኰይኑ ኣብዚ ዘለናዮ እዋን ግን ኣብ ከተማታት ወይ ኣብ ስደት መጻምድትቲ ባዕላቶም ተመራሪጾም ምምርዓዉ ይዝውተር ኣሎ።

ኣብዚ እዋናትዚ መጻምድትኻ ባዕልኻ ናይ ምምራጽ ጉዳይ ከም ድሌትን ምርጫን ጥራይ ኣይኮነን መጺኡ። እቲ ኣተሓሳስባ ብዋዕበሪ ንኽዝውተር ዝሓገዙ ፍጻመታትዉን ኣለዉ። ብዙሓት መንእሰያት ኣብቲ ብዘዕባ ጸታዊ



ዝምድንኦምን መርያኦምን ኣብ ዝውሰንሉ ዕድመ፡ ብምኽንያት ትምህርቲ ኰለኛት፡ ሃገራዊ ኣገልግሎት፡ ካብን ናብን ዞባታት ዝርአ ናይ ንግድን ሸቕልን ምንቅስቓስ፡ ስደት፡ ወዘተ፡ ንወላዶም መዋስቡቲ ዝመርጹ ወለድን ደቆምን ብሓባር ከም ዘይህልዉ ገይሩ ይኸዉን። በዚ ድማ መሳርሕቲ፡ መማህርቲ መናግድቲ ኣብ ዝጉብርዎ ናይ ስራሕ ኣጋጣሚ ክላለዩን ብዘዕባ መርዓ ክሓስቡን ይርኣዩ። ይኹንምበር ብዙሓት ካብቶም ኣብ ከምዚ ዝተጠቕሰ ወፍሪ ዝርከቡ መንእሰያትዉን እዋኑ ምስ ኣኸለ ብወሳኒ ስድራቤቶም ወይ ድማ ምስ ስድራቤቶም ብምምኽኻር ዝሕጸዩን ዝመርዓዉን ብዙሓትዮም።

መደምደምታ

ዝተላዕሉ ነጥብታት በዚ ዝስዕብ ሓሳባት ክደምደሙ ይከኣል።

• ኩሎም ሕብረተሰባት ብመሰረት ባህሎም ዝጥቀምሉ ኣጋባብ መውስቦ ታሪኻዉን ባህላዉን መበገሲታት ስለዝህልዎ እቲ ሓደ ሕማቕ፡ እቲ ካልእ ጽቡቕ ኢልካ ምፍራድ ኣይግባእን።

• ብሌላን ፍቕርን ማለት ብነጻ ምርጫ መጻምድትኻ ምድላይ ግድነት መግለጺ ምዕባለን ዘመናዉነትን ኣይኮነን። ብወሉዲ ዝስራዕ መርዓ ከኣ ግድን ድሕረት ዘንጸባርቕ ኣይኮነን። ሃገራት ቻይና፡ ህንዲ፡ ጃፓንን ካልኦት ሃገራትን ብትምህርትን ተክኖሎጅን ዝሰጎማ እንተኾና ርክብ ወለድን ደቆምን ኣብ መውስቦ ኰነ ካልእ ማሕበራዊ ጉዳያት ጽኑዕ ምህላዉ ከም ኣብነት ክውሰድ ይግባእ።

• ካብ እዋን ናብ እዋን ብዝለወጥ ናይ ሕብረተሰባት ቁጠባን ምክፍፋል ዕዮን ግን እቲ ጥንታዉን ያታዉን ኣገባብት ክልወጥ ይከኣል ኢዩ። ብህዝባዊ ንቕሓትን ተሳትፎን እዋኑ ሓልዩ ዝመጽእ ለዉጢ ድማ ሃናጺ'ዩ። ባህሊ ህዝቢ ብስምዒትን ብወልቃዊ ኣተረጓጕማን ክልወጥ ዘይሕሰብ ኢዩ።

• ብናጻ ምርጫ ወይ ብፍቕሪ ዝብጻሕ መውስቦ'ዉን ዋላ ኣብቲ ዝዝውተረሉ ሕብረተሰባት ምሉእ ብምሉእ ነጻዩ ማለት ኣይኮነን። ማሕበራዊ ደረጃ፡ ሃይማኖት፡ ዓሌትን ሕግን ዓበይቲ ቀየድቲ ናይ ነጻ ምርጫ ኢዮም። “ፍቕሪ እንተዓወረ” ባህልን ሕብረተሰብን ዓይኒ ኣለዎም።

• እዞም ክልተ ዓይነት ኣገባብት መውስቦ ማለት መንእሰያት ባዕላቶም መጻምድቶም ክመርጹን ወሉዲ ንደቆም ክመርጹሎምን ከምቲ ዝመስለና ተገራጫውቲ ኣይኮኑን። ተማሳሳእቲ ከይኖም ኣብ ጥቕሚ ክውዕሉ'ዉን የጋጥሙዮም። ንኣብነት ወሉዲ ንወዶም ጓል እከለ መሪጽናልካ ምስ በልዎ ብመሰረት ፍቓዱ ክቕበሎም የጋጥም ኢዩ። ወይ ድማ ጓልን ወድን ተፋሊጦም ንስድርኦም ብምንጋር ስድርኦም ብሓገዝ ዝቕበሉሉ ኩነታት ይርአ ኢዩ። እዚ ዝኸዉን ግን ኑቲ ፍቕሪ ወይ መውስቦ ዝዕንቅፍ ገዚፍ ምኽንያት ምስ ዘይህሉ'ዩ።

• ንመጻምድትኻ ምምራጽ ከም ፋሽን ብምውሳድ ደቀንስትዮ ንምትላል፡ ህርፋን ስጋዊ ርክብ ንምርዋይ፡ ዘይተደልየ ጥንሲ፡ ዓመጽ ዘስዕብ ምቕርራብ ግን ዕላማ ናይቲ ሓቀኛ መጻምድትኻ ምምራጽ ስለዘይኮነ ሕብረተሰብና ካብ ዝሙት ፈልዩ ዝርእዮ ኣይኮነን። ስለዚ ሌላን ፍቕርን ማለት ግድን ዘይወሕስ ስጋዊ ርክብ ምፍጻም ከም ዘይኮነ ክንግንዘቦ ይግባኣና።

# ግርጭትን ኣፈታትሓኡን

# ምስ ኣፈታትሓ ግርጭታት ዝተኣሳሰሩ

## ሕቶታትን መልስታቶምን

**ኣቶ የሴፍ ሰሎሞን**: ኣብ መጽሔት መንእሰይ “ግርጭትን ኣፈታትሓኡን” ብዝብል ኣርእስቲ: ካብ ቀጽሪ 29 ጀሚሩ ብተኸታታሊ ከቕርብ ድሕሪ ምጽናሕ: ኣብ ሕታም ቀጽሪ 38 ምፍጻሙ ይዝከር። እቲ ኣብ'ቲ ዓምዲ ዝወጽእ ዝነበረ ትሕዝቶ ንሕብረተሰብ ብሓፈሻ ንመንእሰያት ድማ ብፍላይ ዘለዎ ኣገዳስነት ብምስትብሃል: መንእሰያት ብዕምቈት ክፈልጥዎን ክርድእዎን ምእንቲ: ነቶም ዝያዳ ሙብርሂ ዘድልዮም ጉዳያት ዝያዳ ከም ዘበርሁ ንምግባር: ንኣዳላዊ ናይ'ቲ ጽሑፍ ኣቶ የሴፍ ሰሎሞን ገለ ሕቶታት ኣቕሪብናሉ ኣሎና። ምስ ኣፈታትሓ ግርጭት ኣብ ዝተኣሳሰር ጉዳያት ተወሰኽቲ ሕቶታት ምስ ዝህልወኩም: በቲ ልሙድ ኣድራሻ ቑ.ሳ.ጶስጣ 1042 ወይ'ውን ብቑ.ስልኪ. 202592 ክትልእኩልና ትኽእሉ።

*** ግርጭት ብጸይናዊ ዝብል ሓሳብ ብተደጋጋሚ ይቐርብ ነይሩ። ብዘይ ግርጭት ክንነብር ዘይንኽእለሉ ምኽንያት እንታይ እዩ? ግርጭት እንተ በዚሑ'ኸ እንታይ ክኸውን ኣለዎ?**

- ሰባት፡ ድልየታትና፡ ጠለብና፡ ምርጫና፡ ቀዳምነታትናን ካልእን ሓደ ኣይኮነን። ካብ ሰብ ናብ ሰብ ይፈላለ እዩ። ዝተፈላለየ ድልየታት፡ ጠለባት፡ ምርጫታት፡ ቀዳምነታትን ካልእን ካብ ሃለወ ድማ፡ ግርጭት ክለዓል ግድነት እዩ። ብመጠን'ቲ ፍልልይ ናይ ድልየታት፡ ጠለባት ... ከኣ፡ ብዝሒን ዓይነትን ናይ'ቲ ግርጭት ይውሰን ማለት እዩ። ዝተቐራረበ ድልየታት፡ ጠለባት፡ ምርጫታት ... ዘለዎም ሰባት/መንእሰያት፡ ዝወሓደ መጠን ግርጭት ኪጋጥሞም ይኽእል። እንተ ዘይኮይኑ፡ ግርጭት ክነወግደሉ እንኽእል ባይታ የለን። ብዘይ ግርጭት ክነብር ኣይንኽእልን ኢና።

እሞ መጠን ናይ'ቲ ዘጋጥም ዘሎ ግርጭት ናይ ድልየታት፡ ጠለባት፡ ምርጫታት፡ ቀዳምነታት ... እንተ በዚሐ ድኣ፡ እንታይ ክግበር ኣለዎ? ዝብል ሕቶ፡ ንቅሳነት፡ ሰላምን ናይ'ቲ ሰብ/መንእሰይ ዝውስን ሕቶ እዩ። መፍትሒ ኣለዎ ዶ እንተ ተባሂሉ ኸኣ፡ መልሱ ኣለዎ'ወ ዝብል እዩ። ከመይ ዝበለ መፍትሒ እዩ ዘለዎ እንተ ተባሂሉ ግና፡ ኣብዚ ዘርዚርካ ዝውዳእ ኣይኮነን። መጻሕፍቲ ምግንጻል የድሊ።

*** ግርጭት ኣጋጢሙ ንምፍታሑ ኣብ ዝፍተነሉ እዋን፡ ምኽሪ እንሓቶም ሰባት መሪጽና ክንሕዝ ኣለና ተባሂሉ ተጠቒሱ ኣሎ። ኣብ ሞንጎ ሰብኣይን ሰበይትን ኣብ ዘጋጥም ናይ ሓዳር ግርጭት ግን፡ ዋላቶም ዝተመርጹ ሽማግለታት ጸግዒ ናይ ሰብኣይ ወይ ጸግዒ ናይ ሰበይቲ ብምዃን ጸገምዮም ዝፈጥሩ። ነዚ ብኸመይ ክንኣልዮ ንኽእል?**

- እዚ ሕቶ'ዚ ምስ ሕጊ ተኣሳሲሩ ዝርአ ሕቶ እዩ። ኣብ ሕብረተሰብ ኤርትራ፡ ጉዳይ ሰብኣይን ሰበይትን ብሽማግለታት እንዳ ወዲን ሽማግለታት እንዳ ጓልን እዩ ዝርአ። ዝተመርጹ ሽማግለታት፡ ኣብ ክንዲ ፍታሕ ናይቲ ሓዳርን ውላድን ንምምጻእ ዝጽዕሩ፡ ወገን ወዲ ወይ ወገን ጓል ብምሓዝ ጸገም ይፈጥሩ እዮም። እዚ ጸገም'ዚ፡ ንሚኒስትሪ ፍትሒ ካብ ዘሻቕል ጉዳይ፡ እቲ ቐንዲ እዩ። ካብዚ ዝኸፍአ ድማ፡ ሞንጎኛ ወይ ማእከላይ ሽማግለ ተባሂሉ ዝተሓጽየ ሰብ፡ “ጸግዒ ናይ ዝምእምኦ” ብምዃን፡ ዝበኣሰ ጸገም እዩ ዝፈጥር። ነዚ ዝተጠቕሰ ጸገማት ብኸመይ ክንኣልዮ ንኽእል ዝብል ሕቶ፡ ሚኒስትሪ ፍትሒ መጽናዕቲ ክገብረሉ ይግባእ። ይገብረሉ እውን እዩ።

*** ውሽጣዊን ግዳማዊን ግርጭት ኣሎ ተባሂሉ ቀሪቡ ነይሩ። ውሽጣዊ ግርጭት ድማ፡ ንምልላዩን ንምፍታሑን ዝኸበደ ምዃኑ ተተንቲኑ ኣሎ። ነዚ ዝሕግዝ ፍሉይ ሜላ ኣሎ'ዶ?**

- ምህላው ኣሎ፡ ግን ከኣ፡ ነቲ ሜላ ንምጽናዑን ንምምላኹን ከቢድ ጻዕሪ ይሓትት። እቲ ሜላ ከመይ ዝመሰለ እዩ? ዝብል ሕቶ ንምምላሽ ነዊሕ ትንታነ እዩ ዝሓትት። ሕጽር ዝበለ መልሲ ንምሃብ ግን፡ ዝኾነ ሰብ/መንእሰይ፡ ቀዳምነታት ናይ ድልየታቱን ጠለባቱን ሰሪዑ ምስ ዝዘርዝር፡ ውሽጣዊ ግርጭቱ ኣብ ምህዳእ ይሕግዞ እዩ። ቀዳምነታት ናይ ድልየታትን ጠለባትን ከይሰተሰርዐ ንእግረ መንገዲ ምኻድ፡ እቲ ቀንዲ መበገሲ ውሽጣዊ ግርጭት እዩ።

*** ካብ ግርጭት ህንጸት-ሃገር ክሃድሙ ክብሉ ሃገር ዝለቁ ኣለዉ ሰባት፡ እንታይ ምዕዶ ክወሃቦም ይከኣል?**

- ካብ ሃገር ምስ ለቐቑ ዘጋጥሞም ዘሎ “ሃዋህው ወይ ኩነታት” ንባዕሉ ምዕዶ ስለ ዝኾነ፡ እዚን እቲን ክበሃል ዘድሊ ኣይመስለንን። እታ ኣዝያ እተሐገሰን እተሓበንን ባህሪ ናይዞም ሃገር ዝለቁ ዘለዉ ዜጋታትና ግን፡ ሃገሮምን ህዝቦምን ዘይርስዑ ምዃኖም እዩ!!!

*** ብዘይ ግርጭት ክንነብረሉ እንኽእለሉ ሜላ ኣሎ'ዶ?**

- የለን። ክበዝሕ ወይ ክውሕድ ይኽእል እዩ። ብዘይ ግርጭት ክንነብር ግን ኣይከኣልን እዩ። የግዳስ፡ ብግርጭት ክንደሃል፡ ካብ ግርጭት ክንሃድም የብልናን። ግርጭት ኪጋጥም ምኻኑ ብምእማን፡ ንምፍታሑ ክንቃለስ ጥራይ እዩ ዘለና።

*** ግርጭት ዝበዝሖ ፍቕሪ ወይ ሓዳር ምስ ዘጋጥም፡ ምፍልላይ የወጽጽእ ዶዩ? ወይስ ነቲ ግርጭት ብሜላ ክንፈትሓሉ እንኽእል ብልሓት ኣሎ?**

- ንኹሉ ዓይነት ግርጭት ክፈትሕ ዝኽእል “ድሉው ፍታሕ” እንተ ዝህሉ፡ ክንደይ ኮን ምጸበቐ ነይሩ። ንኹሉ ዝፈትሕ ዝኽእል መንገዲ ነይሩ እንተ ዝኸውን “ከኣ፡ ግርጭት ዘዋብሉ ሂወት መቐረት ምሃለዎ ዶ ነይሩ?” ዝብል ሕቶ ከለዓዕል ምኸኣለ እመስለኒ። ኣብ ሓዳር፡ ቀንዲ ተጠለብቲ ነጥቢታት ግን ኣለዋ፡ ንሓድሕድኻ ምትእምማንን ምትሕልላይን ከምኡ ድማ ሸለል በሃልቲ ምዃን። ብዝተኻእለ መንገዲ ኩሉ ኩሉ

ጻዕራ፡ ኣብቲ ሓዳር "ሰላምን ዕግበትን" ንምፍጣር ዝኣንፈተ ምግባሩ።

*** ትምህርቲ ናይ ምቕጻል ብርቱዕ ድልየት ኣለኒ። ግን ከኣ ንመርዓ ዝደፋፍኣኒ ጎረቤት ኣሎ። እምቢ ከይብሎ እፈትዎ እየ። እንታይ ምግባር ይሓይሸ?**

- ግርጭት፡ ኣብ ሰለስተ ዓይነት ይምቀል ተባሂሉ ተጠቒሱ ነይሩ።

1ይ/ "ግርጭት ናይ ተደለይቲ።"

2ይ/ "ግርጭት ናይ ተደላዩን ዘይተደላዩን።"

3ይ/ "ግርጭት ናይ ዘይተደለይቲ።"

እዛ ተጠቒሳ ዘላ ዓይነት ግርጭት፡ "ግርጭት ናይ ክልተ ተደለይቲ" ነገራት እያ። ትምህርቲ ተደልዩ ኣሎ፡ መርዓ ከኣ ተደልዩ ኣሎ። ሓዲኡ ዶ ይመረጽ ወይስ ንክልቲኡ ኣጣሚርካ ምኻድ ይከኣል እዩ? ዝብል ሕቶ፡ ብመጀመርታ ክምለስ ኣለዎ። ብድሕሪዚ፡ ኣማራጺ ፍታሓት ነጺሩ ክርአ ክጀምር እዩ።

*** ጓል ዝደለየ ነዲኣ ይርአ ... ወዲ ዝደለየት ንኣቡኡ ትርአ ትብል ብሂል ... ኣብ ግብሪ ክትግለጽ እንክላ ከመይ ማለት እያ?**

- ኣዲኣ፡ መስተውዓሊት፡ ዓቃል፡ ፈታዊት ሰብ፡ መኸበሪት ሰብኣያ... ዝኾነትላ ጓል፡ እንታይ ኮን ትመስል ትኸውን? መልክዓ ሓዲግና ማለት እዩ። ዕቡይ፡ ኑዳራ፡ ሰታይ፡ ምስ ሰብ ዘይለግብ ... ዝኾነ ወላዲ፡ እንታይ ዝመስል ውላድ ኮን የዕቢ ይኸውን? መልክዑ ሓዲግና ማለት እዩ። ነዲኣ ብምዕዛብ፡ ባህሪ ናይ'ታ ጓል ክንመዝን ንኽእል ኢና። ብተመሳሳሊ ከኣ፡ ንወላዲኡ ብምዕዛብ ንባህሪ ናይቲ ወዲ ክንመዝን ንኽእል ኢና። ካብ ነታ ጓል ወይ ነቲ ወዲ ምጽናዕ፡ ንወለዶም ምጽናዕ ይቐልል ዶ ይኸውን???

*** ብፍቕሪ ኢና ተመርዒና። ጽቡቕ ሰራቱውን ጸኒሑና። ሓንቲ ቈልዓ ምስ ወለድና ግን ብኸመይ ከዕብያ ኣብ ዝብል ነጥቢ ምርድዳእ ሰኢንና ብዙሕ ግዜ ኢና እንገራጮ። እንታይ እንተ ገበርና ይምረጽ?**

- እዛ ግርጭት እዚኣ፡ ኣብ ዝኾነ ሓዲሽ ሓዳር እተጋጥም ዓይነት ግርጭት እያ። ንወላዶም፡ እታ ኣደ ከምቲ ኣብ ገዛኣ ዝዓበየትሉ ኣገባብ ገይራ ክተዕብያ ትደሊ፡ እቲ ኣቦ ከኣ ከምቲ ኣብ ገዛኡ ዝዓበዮ ገይሩ ከዕብያ ይደሊ። እዚ ኩልተ ኣተዓባብያ ምስ ዘይመሳሰል፡ ኣብ ሞንጎ እቶም ወለዲ ግርጭት ኪጋጥም ግድነት እዩ። ንኹሉ ከምዚ ዓይነት ግርጭት ክፈትሕ ዝኽእል "ቅሩብ መልሲ" ከኣ የለን። ግን፡ ሓዲኦም ነታ ውላድ እናኣሊያ፡ እቲ ካልእ፡ ዋላኳ ቡቲ ኣተኣላልያ እንተ ዘይዓገበ፡ ኢዱ እንተ ዘይኣእተወ ኣዝዩ ሓጋዚ እዩ። ጸኒሖም፡ ክልቲኦም ወለዲ ንበይኖም፡ ቡቲ ዘጋጠመ ፍጻሜ ክመያየጡ ይኽእሉ። ካብዚ ንላዕሊ ሓገዝ ምስ ዝድለ ግን፡ ንኣተዓባብያ ቈልዑ ዘብርሁ መጽሓፍቲ ስለ ዘለዉ፡ ምውካሶም ኣዝዩ ጠቓሚ እዩ።

*** ብዘይ ምፍቃር ምንባር ዝከኣል ኣይኮነን ዝብል ሓሳብ ተጠቒሱ ኣሎ። ሓዳር ምግባር ኣብዩም ከይተመርዓዉ ዝነብሩ ከኣ ኣለዉ። ፍቕሪ ኣይገጥሞምን ኣሎ ማለት ድዩ?**

- ፍቕሪስ ይገጥሞም እዩ። እንታ ድኣ፡ ካብ ፍቕሪ እዮም/እየን ዝሃድሙ ዘለዉ። እንታይ እዩ ጸገሞም? ብዙሕ ነገራት እዩ ዘሎ። ኣብ ማሕበራት ተጠርኒፎም/ተጠርኒፈን፡ "ማሕላ ናይ ኣገልግሎት" ንኸማልኡ/ንኸማልኣ፡ ዘይመስላ/ዘይመስሉ ሰባት ኣለዉ። ከማርጻ/ከማርጹ ኩብሉ፡ ግዜኦም ዘጥፍኡ ኣለዉ። ሓዳር ዘፍርሐን/ዘፍርሖም ኣለዉ። ካልእ ብዙሕ ምኽንያትት እውን ኣሎ።

*** ፍቕሪ ፈለማ ሓያል ዝኾነብሮ እንታይ እዩ?**

- ፍጥረትና እዩ ከምኡ ዝገብሮ ዘሎ።

*** ኣብዚ ቀረባ ወርሒ፡ ኣብ ሓደ ካብ መደበት ኤራቲቪ፡ ሓንቲ ምህርቲ ስሉልባና፡ "ፍቕሪ ይኣርግ እዩ" ክትብል ሰሚዐያ። ሓቃ ድያ?**

- ከምኡስ ኣይመስለንን። ብዋርጭት ዝተዓብለለ ፍቕሪ፡ ዘይተፈትሐ ግርጭት ዝበዝሖ ፍቕሪ፡ ቡቲ ግርጭት እናተዓብለለ-እናተዓብለለ ከይዱ፡ ኣብ መወዳእታ፡ ሰፊኑ ዝነበረ ፍቕሪ ብጽልኢ እናተተክአ-እናተተክአ ስለ ዝኸይድ፡ እቲ ፍቕሪ ዝኣርግ ዘሎ ከምስሎ ይኽእል እዩ። ከምዚ ምስ ዘጋጥም ግን፡ ፍቕሪ፡ እናሰረጸን እናተኸለወን ብምኻድ ፍቕሪ ውላድ ስለ ዝውሰኾ፡ ይሃበኒ ይሃብኩም ዘብል ፍቕሪ እናኾነ እዩ ዝኸይድ!!!!

*** ኣብ ሂወትና እንወስዶ ዝዓበየ ውሳኔ ኣብ ግዜ ንእስነትና ደዩ ዘጋጥም ወይስ ምስ ዓበና?**

- ሰብ፡ ናጽላ ጸኒሑ ናብ ህጻን፡ ህጻን ጸኒሑ ናብ ቈልዓ፡ ቈልዓ ጸኒሑ ናብ በጽሒ ኣብ ዝዕብየሉ እዋን፡ ድልየታቱ፡ ጠለባቱ፡ ምርጫታቱ . . . እናበዝሑ ስለ ዝኸዱ፡ ኪጋጥሞ ዝኽእል ውሳነ ናይ ምውሳድ ሓላፍነት፡ እናዓበየ-እናዓበየ እዩ ዝኸይድ። ብፍላይ ግን፡ እታ ናይ ባዕሉ ውሳነ ክወስዳላ ዝጀምር ዕድመ፡ ዕድመ ንእስነት ስለ ዝኾነት፡ ቡዳሂ ውሳነታት ዚጋጥመሉ እዋን፡ ግዜ ንእስነት እዩ። እዚ ማለት ግን፡ ኣብ ዝቕጽሉ ዕድመኡ፡ ዝወሓደ ግርጭትን ዝወሓደ ውሳነ ናይ ምውሳድ ሓላፍነትን እዩ ዘጋጥሞ ማለት ኣይኮነን። ኩሉ ግዜ ግርጭት ካብ ሃለወ፡ ኩሉ ግዜ ውሳነ ናይ ምውሳድ ሓላፍነት ኣሎ። ኣብ ሂወትና፡ እተን ዝዓበያ ውሳነ ዘድልየን ጠለባት ግን፡ እተን ኣብ ግዜ ንእስነት ዘጋጥማ፡ "ንመን ትምርያ/ ትምርዓዊ?" "ሂወትኪ/ሂወትካ፡ በየናይ ኣታዊን መንገዲን ክትመርሓ ትደሊ?" ዝብላ ሕቶታት እየን። ነዘን ሕቶታት እንህቦ መልሲ ከኣ፡ ኣብ ሂወትና፡ እተን ዝዓበያን ዝኸቡዳን"ውሳነ"ይገብረን።

*** ተደጋጋሚን ተደራራብን ግርጭት ናይ ወለዲ ምስ ዘጋጥም፡ እንታይ እንተ ተገብረ ይሓይሽ?**

- ኣብ ዓለም፡ እቲ ካብ ኩሉ ንላዕሊ ዝኸፍኣ፡ ግርጭት ዝበዝሖም ወለዲ ምሓዝ እዩ። ኣብ ከምዚ ዝመሰለ ሰድራ ምዕባይ፡ እቲ ዝዓበየ መርገም ናይ ወዲ-ሰብ እዩ። ከምዚ ዝመሰለ ዕድል ኣየጋጥመና ካብ ምባል ሓሊፉ፡ ካልእ ዝበሃል የለን።

*** ብፍቕሪ ማሚቕና ሓዳር ምስ መስረትና፡ ብዓል ቤተይ መስተ ከም ዘዘውትር ፈሊጠ። በዚ ድማ ብዙሕ ግዜ ኢና እንጋሮ፡ እንታይ እንተ ተገብረ ይሓይሽ?**

- "ወልፊ መስተ" ግናይ እዩ። ሓደ-ክልተ ምባል ኣይጽላእን እዩ። "ብመስተ ምጥስጣስ" ግን፡ ዓቢ ሽግር እዩ። ሽግር ንሓዳር፡ ሽግር ንውላድ፡ ሽግር ንሃገር!! እሞ ከምዚ ኪጋጥም እንክሎ እንታይ እንተ ተገብረ ይሓይሽ? ከቢድ ሕቶ እዩ። መስተ ዘደፍእ ግን ከኣ መስተውዓሊ ዝኾነ በዓል ሓዳር እንተ ኾይኑ ግን፡ ንኣታዊታቱ ምምቕራሕ ይከኣል እዩ። እዚኣን "ንመዘዝካ" እዚኣን "ንሓዳርካ" ተባሂሉ ምምቕራሕ ክዋበር ይከኣል እዩ። ካብዚ ወጻኢ እንተ ኾይኑ ግን፡ እዚን እቲን ከበሃል ኣሸጋሪ እዩ።

*** ግርጭትን ኣፈታትሓኡን ብዝብል ኣርእስቲ ብተኸታታሊ ኣወጺእካ ኔርካ። ምንጪ ናይ'ቲ ጽሑፍ እንታይ እዩ? ተተርጒሙ ዝቐረበ ድዩ?**

- ተተርጒሙ ዝቐረበ ኣይኮነን። ኣብ ግዜ ንኡስ ዕድመይ ኣብ ሜዳ ካብ ዝተመሃርኩም□ ጸኒሐ ኣብ ዩኒቨርሲቲ ካብ ዝረኸብኩዎ ትምህርቲ፡ ቀጺሉ ካብ ብዙሕ ምንባብን ካብ ብዙሕ ምስትውዓልን ዝቐረበ ጽሑፍዐ እዩ። ካብ'ዚ ዝተጠቕሰ ኩሉ፡ ተጸሚቑ ዝቐረበ ጽሑፍ እዩ። ንምድጋም፡ እቲ ጽሑፍ ተተርጒሙ ዝቐረበ ኣይኮነን።

*** ክቡራት ኣንበብቲ ብዘይካዚ ተጠቒሱ ዘሎ ሕቶታት፡ ካልኦት ብዙሓት ሕቶታት ክለዓሉ ምተኻእሉ ነይሮምዮም። ኣብ ዝቕጽል ሕትም ብኸመይ ክንቅጽሎ ከም ንኽእል ናትኩም ተሳታፍነትዩ ክውሰኖ። መንእሰያት እንዲና፡ መጽሓፍቲ ብምግንጻል ምንባብ ኣይንሕመቕ!! ምንባብ ፍልጠትዩ፡ ምንባብ ሓበሬታዩ፡ ምንባብ ሓይሊዩ፡ ምንባብ ሂወትዩ፡ ምንባብ ኩሉ ነገርዩ... ስለዚ ነንባብ ነንባብ!!!!!!**

## ኣሉ ተብህሎ

# ኣብ መዓልቲ መርዓ ዝድረፉ ደርፍታት

*ዓንዶም ግርማይ (ወዲ-ደረስ)*

ደርፊ ኣብ ግዜ ሓጎስን ደስታን ኣእምሮ ደቂ ሰባት ባህታ ፈጢሩ ኣበራቢሩ ዘዘንን ዘሕቓቕሕንዩ። ኣብ ሓዘንን ጓህን'ውን እንተኾነ፡ ጡብላሕታ ሕሉፍ መድረኻት ኣብ ምዝኽኻር ዝጻወቶ ተራ ኣቃሊልካ ኣይርአን። ካብዚ ብምግንዛብ ደርፊ፡ ዝዓበየ እጃሙ ከምዚ ክጥቀስ ዝጸንሐ ኰይኑ፡ ረቒቕን ዘይጭበጥ ሓይሊ መንፈስ ዘለዎ ብኣእምሮ ዝድህሰስን ዝስተማቐርን ኣምር እዩ።

ደርፊ ብብዙሕ መንገድታት ክግለጽ ዝክኣል'ኳ እንተኾነ፡ ዘይርካ ዘይርካ ግና ድምር ውጽኢት ግጥምን ዜማን ምኳኑ ዘዘርብ ኣይኮነን። ከምዚ ስለዝኾነ ድማዩ ግጥሚ ናቱ ጡብላሕታ (ረምታ)፡ ዜማ ድማ ከምኡ ተደሚሮም ደርፊ ብምምስራት ንድሕሪት ንቕድሚትን እናሳገመ ዝሰወጥ መልእኽቲ ዘመሓላልፍ።

ደርፊ፡ ብዘይ ምኽንያት ብሃውሪ ዝወጽእ ስራሕ ከምዘይኮነ ርዱእ እዩ። ከምቲ ንኹሉ ነገር መለክዒ ዘለዎ፡ ደርፊ'ውን ናቱ መልክዒ ኣለዎ። መለክዒኡ ኸኣ ንሕሉፍ መድረኽ ዳህሲሱ ሓቀኛ ስእሊ ወይ ምስሊ ኣብ ኣእምሮ ከምዝቕረጽ ይገብር። ኽህልዉ መድረኽ ብዘዋባእ የንጸባርቕ። ብተወሳኺ፡ ብዘዕባ መጻኢ ኩነታት ኣብ ምእማትን ምግሳጋስን ዓቢ ተኽእሎ ኣለዎ።

ኩሉ ከምዝፈልጦ፡ ንኹሉ ነገር ወወቕቱ፡ (ኣመምያ) ኣለዎ። ደርፊ ኸኣ ከምኡ ናቱ ኣመምያ ክህልዎ ግድን'ዩ። ካብዚ ብምብጋስ፡ ኣቐዲሙ ናይ ዝተሰርሐ ደርፊ ኣመምይኡ ምፍላጥ ብቐሊሉ ምርዳእ ይከኣል'ዩ። ከመይሲ፡ ኣብ ዝተፈላለየ እዋን ንዝተፈላለየ ዕላማን ፍጻመን ዝገልጽ ኰይኑ ስለዝስራሕ። ስለዚ፡ ዝኾነት ደርፊ ክንጥቀም ኣብ እንደልየሉ እዋን፡ ኣየናይ ደርፊ መዓስን ኣበይን ተደሪፉን ንምንታይ ንምግላጽ ከምዝተዘየመትን ኣብዚ ሕጂ እዋንከ መዓስን ንኸመይ ዝበለ ኣጋጣሚ ክንጥቀመላ ምፍላጥን ምልላይን ኣገዳሲ ረቋሒ ዝኸውን።

ደርፊ ንብዙሓት ምኽንያታት ዝገልጽ ኣምር ካብ በልና እምበኣር፡ ንሎሚ ኑቲ ወቕቲ ወርሓት ጥሪን ካልኦት ኣዋርሕን ኣብ ዳሳት መርዓ ዝድረፉ ደርፍታት ክንምልከት። ውራይ ጉዳይ መርዓ ዝጠልቦም ነገራት ብዙሓት እዮም። ሓደ ካብዚኦምን ዘይተረፍን ከኣ ጉዳይ ምዝንጋዕ እዩ። እዚ ኣገባብ'ዚ፡ እንተስ ብባህላዊ! ብዋጣን ክራርን እንተስ ዘመናዊ ብባንድ ደረፍቲ ብምዕዋም፡ ንዕዱማት ደለይቲ ሰናይ ምዝናይን ምልሃይን'ዩ።

እሞኸ! ዕዱማት ከላህዩን ከዘናግዑን ዝተዓደሙ ደርፍቲ፡ ኑቲ ጽንብል ዝገልጹ ደርፍታት ይደርፉ ኣለዉ ክንብል ንኽእልዶ? ዝብል ሕቶ ክልዓል እንተዝድለ'ኸ? ብወገነይ፡ ኣብ ውሽጢ ሕብረተሰብ ከም ምህላወይ መጠን፡ ኣብዚ ተላዒሉ ዘሎ ኣርእስቲ ዝዕዘቦን ዘስተብህለሉን ብዙሕ'ዩ። እዚ ድማ እቶም ኣብ ዳስ ዝዝየሙ (ዝደገሙ) ደርፍታት እንሓንሳእ ካብ መስመር ወጻኢ ኣብ ዘይግብኦም ቦታን ግዜ ክድረፉ ትሰምዕ። ከም ርድኢተይ እዚ "ጻገምዶ ንበሎ ምስትውዓል ዝጐደሎ" እናተለምደ ምኻዱ ኸኣ ኑቲ ዘስተብህለሉ ስክፍታ ዘይፈጥር ኣይኮነን።

መዚቃ ብባህሪኡ ብፍላይ ብትሕዝቶ ኣቀራርብኡ ሰሓቢ ኮይኑ ምስ ዝቐርብ ትሕዝቶ ግጥሙ ብዘይገድስ፡ ወኒ ኣበራቢሩ ዘሰራስርን ዘቖንዝዉን ባህሪ ዘለዎ ረቂቕ ጥበብ'ዩ። ብፍላይ ተፈጥሮኣዊ ጣዕሚ ሕብሪ ድምጺ ጎረሮ (ቶን) ዝተዓደለ ሰብ ምስ ዝደርፎ ኣብ ሰማዕቲ ድርብ ብልጫ ይህልዎ። እንተኾነ ደራፊ ክትከውን ከኣ ቀሊል ስራሕ ኣይኮነን። ካልእስ ይትረፍ ስነ-ምግባር ጠባይ ባህርን ስነ-ጥበብን ብሓፈሻ፡ ዕማምን ሓላፍነትን ደራፋይ ድማ ብፍላይ ምፍላጥ የድሊ። ከምኡ ምግባር ከኣ ሓደ ካብ ቀንዲ መዕየሪ ንቕሓት ውሽጣዊ ብስለት ኣእምሮ ስለዝኸውን። ካብ'ዚ ፈሊ'ኻ ዘይርአ፡ ክብሪ ሕብረተሰብካ ዝሕሉ ኣገባብ ምኽታል'ውን ግዜእ ርእሱ ዓቢ ነጥቢ እዩ። ኣብዚ ሕጂ እዋን ብፍላይ ኣብ ጀመርቲ ድምጻውያን ዕዱማት ከዘንዩ ኣብ ኣጋጣሚታት ዳሳት መርዓ ተዓዲሞም እንታይኑት ትሕዝቶ ግጥሚ ደርፊ ከመይ'ዩ ብስም መድረኽ ዝረኸበት ደርፊ ክደግሙን ብሃውሪ ክደርፉ ይሰምዑ እዮም።

ድምጻዊ ኰይንካ ንብዓል ጉዳይ ከተማዕርግን ዝገበርካ ጌርካ ንዕዱማቱ፡ "ሹሽ" ስለዘበልካሉ ደስታ ክስምዖ ባህያዊ'ዩ። ብቐንዱ ዕላማቲ ውራይ ኣብ ጉዳይ ምዝንጋዕ'ውን ንሱ ስለዝኾነ። ብዓል ውራይ'ውን እንተኾነ፡ ውራይ ብኸመይ ይጽብቐን ብኣበሎት ተጠቓሲ ኰይኑ ይሓልፍን ስለዝሓስብ ኣሸሓት ከፍሰሉ ዘገደዶ'ውን ንሱ ስለዝኾነ። ዕዱምእንተኾነ'ውን፡ በቲ ፌስታ ክሕበንን ክደሰትን ካብዚ ሓሊፉ ተሃኑ ከውጽእ'ዩ ዝደሊ። እዚ ከኣ እቲ ኩነታትን ባህሪ'ቲ ጉዳይ ዘምጽኦ እዩ።

ኣብ'ዚ ክፍለጥ ዘለዎ ሓደ ጉዳይ ኣሎ። ንሱ ከኣ ኣብዚ ጉዳይ ደራፊ ቅድሚ ናብ መድረኽ ምሕኳሩ፡ እንታይ ዝብል ደርፊ ክደርፍ ከምዘለዎ ምልላይ'ዩ። "መዓስ ናብ ውድድር የምርሕ ኣሎ ኮይኑ ዳኣሉ ክሳብ ክንዚ ምድላዋት ዝሕትት?" እትብሉ ኣይትሰኣኑን። ኣውራ ኣብ መርዓ እምበር ምድላዋት ዘድልዮ። ናውቲ መዚቃን ጎሮሮን ድኣ መዓስ ወሰንቲ ኰይኖም። እቲ ወሳኒ ነገርከ ኣብቲ ውራይ ብዘደርፎም ደርፍታት ምእንቲ ርብሕ እቶት ምርካብ ጥራሕ ዘይኮነ፡ ብቐንዱ'ውን ብትሕትኡን ኣቀራርብኡን ኑቲ ጽንብል ዘማዕርግን ንኽብርን ባህሊ ስነ-ምግባር ሕብረተሰብና'ውን ኣብ ግምት ዘእተወን ክኸውንኣለዎ።

ሕመረት መርዓ፡ ብመሰረቱ ኣብ መንጎ ክልተ ተጻመድትን ስድርኦምን ብዘዋገር

ምቅርራብ ምስምማዕን ዝፍጸም ስሩ-ስርዓትዩ። እዚ መወሰኦዚ ንሓዋሩ ቅዱሰን ፍጹምን ክኾሉም ምንጆት ክልቲኡ ወገን ምኳኑ ኣይዝንጋዕን። ንሰምውን ኣብ ጋማ ደቆም፡ "ዝሓሰብኩማ ፍኖረኖ ተተኺላ ሎሚየ፡ ንዕንባቦ ዕንባባ ኣለምየ ዘዘበንካ ኣለምየ። ሃቢ ሻሸይ ኣብቲ ሓገሰይ ክኸደኖ" ዝብሉን ካልኦትን ጥዑማት ዜማታት ክዘየመየሎም ባህንምን ዊንትኦም ምኳኑ ኣየዛርብን።

ብኣንጻርዚ ግና፡ እቲ ቀንዲ ጸገም እናኹነ ዝኸሰት ዘሎ እዚ ኣርእስትና ኲይኑ ዘሎ እዩ። ንገለ ካብቶን ብተደጋጋሚ ኣብ ዳሳት መርዓ ዝድረፉ ኑቲ መድረኽ ዘዋንጸባርቓ ደርፍታት ምስእንርኢ፡ "ትማሊ ዝሓደርክዮ ኣይውረንዶ ኢልክዮ" ካብቶን ዕለላት ደርፊ ውራይ መርዓ እያ። ካብ ሓጺር ትሕዝቶኣ ገለ ተገንዚብና ክንህሉ ተሰፋይ እዩ። "ኣብቲ ርሑስ ጋማ ይግበረልኩም" ዝተለጠፎ ዳስ ኣንጻር ጋማን ኣበባን ዝቐንዐ ትሕዝቶ ዘለዎ ደርፊ ክትደግም ዒብዩ። ስሩምጥርን ክብርንቲ ውራይውን ዘጉድልዩ። ንምኳኑዛ "ትማሊ ዝሓደርክዮ ኣይውረይንዶ ኢልክዮ" እትብል ደርፊ ንምንታይ ክትገልጽ ስለዝተደልየት'ያ ወገ ጸብሐ ኣብ ውራያት እትድረፍ። ብርእይቶይ ንኽብርን ምስሊንታ ወይዘሪት ብዓልቲ ምዓልቲ፡ ዝግህሰን ዘፍቱሰን ንኣካይድኣ ሕሉፍ ታሪኻን ድማ እተናሹን እተነኣእሰን ትሕዝቶ ዘለዎ'ያ ኢለየ ዝኣምን። ብሓጺር ኣዘራርባ ፈኳሱ፡ መውዓሊኣን መሕደሪኣን ዘይፍለጥ ህላዌ'ያ ዘስምዕ ኲይኑ ይርደኣኒ።

"ጸቡቕ እንከሎ ሕማቕ ኣይቐድም" ዝብል ሃብታም ብሂል ዘለና ሕብረተ-ሰብ ኢና። ድሓር ከኣ "ዝሓሰብኩማ ፍኖረየ ተሰቒላ ሎሚየ፡ እዛ ዕንባባኹም ክትፍተዊ ምሳኹም እንተዝቕኒ፡ ካልእን ዝብሉ ንሰናይ ምንጆትን ብሩህ መጻኢ ሰብ መዓልትን ዝገልጹ ደርፍታት እንክለውና። ምናልባት፡ ዝኹነ ድምጻዊ እዋናውያን ዜማታት ክዘምር ሓዱሽ ተርእዮ ኣይኮነን። ብተዛማዲ ሰማዒ'ውን እወናውያን ደርፍታት ክሰምዕ ባህዩ ዝብሎ። ብፍላይ ኣብ መንእሰያት እዚ ክስተታዚ ፋሉይ መልክዕን ደረጃን ዘለዎ ተርእዮዩ።

ካልእ፡ መጻምዲ ምስ ኣማዕረግቶም ኣብቲ ግርማ ሞገስ ዝዓሰሎ ዳሶም እናሃለዉ፡ "ስረይ ኣፍቲሕክኒ ኮኾብ፡ ኣይከውንንዩ ኢልክኒ ኮኾብ" ዝትሕዝቶኡ'ውን ክዘዩም ትሰምዕ። እዋናውያን ደርፍታት ክኾኑ ይኽእሉ። እቲ ዘገድስ ግና እዋንኡቶም ዘይኮነ ትሕዝትኦም እዩ። እዛ ኮኾብ ዘርእሲታ ደርፊ፡ ከኣ ንእዋናውነታ ኣብ ግምት ብምእታው፡ መድረኽ ተቖጻጺራ መረቓ ዘይተጸንቀቐ ክኸውን ይኽእል። ቅኒት መዝሙሮም ብተመሳሳሊ ጌና ካብ ኣእምሮ ሰማዒ ግዚያዊ ስፍራ ዝሓዘውን ክኸውን ይኽእል። ኣርእሲታ ግን፡ "ስረይ ኣፍቲሕኽኒ" እዩ ዝብል። ብተግባራተይ'ያ ኣማሪራ

ካልእ ምስ ሓዝኩ'ያ ከምኡ ገይራ
ኢልዶ ከመኽኒ ክሓብኣልኪ

ኢሎዶ ከምኽኒ ክፈኽሰኒ፡ ብምንጆት ጥጡሕን ቀዋምን ሓዳር ክኾሉም ክንደይ ኣርጋናት ሽማግሌታት ዓበይትን ፈትዮምን ረዲየምን መሪቖም ኢዶም ዝሓወሱ መውሰቦ። ስለዚ ኣሽንኳይ ኣብ ኢጋጣሚታት ዳሳት መርዓ፡ መርዓውቲ ኣብ ዝተሳፈሩላ ኣውቶብስ ከነ ዝሓልፍሉ ጐደና ከይተረፈ ድምጻ ክስማዕ ኣይትብሃግን።

እዚ ከምዚ ኢሉ እንከሎ፡ ናብቲ ኣብ መንጎ መንጎ ከም መዘናግዒ (ረላክሰሽን) ተባሂሉ ዝስማዕ ምስ እንምለስሞ ዘንፍጽዩ። ዘይምስምዑ ከኣ ትመርጽ። መልእኽቲ ናይቲ መዓልቲ ዘንገዑ ምስቁንቋን ትዝታ ተባሂሉ መደብ ዝተሰርዓሉ ይመስል፡ ከይተፈለጠካ ከኣ ኣብ መዓሙቕ ዝኽሪ ይሸመካ። ንፍሰኻ ኣብ መርዓ ምህላዋ ዘንገዕካ ኣብ ተራ መዘናግዒ ማእከል ከምዝላ ትቆጽራ።

ሽዑ ኣብ ከምዚ ዝበለ ህሞት እንክለኻ ኣብ መንጎ። "ርሑስ ጋማ። ርሑስ ጋማ" ዝብል ብጨብጨባ ዝተሰነየ ድምጺ ትሰማዕ፡ ካብቲ ዝጸናሕካዮ ዓሚቕ ትዝታ ተበራቢርካ ናብቲ ዘንገዕካዮ ዝጸናሕካ ዳስ ትምለስ፡ "ኣንታ እንበርዶ ኣብ ዳስ መርዓ ፈረይትን ጸገይትን ቃል ኪዳን ኣብርሃምን" ካልኦት ኑቲ መዓልቲ ዘንጸባርቁ ጥቕስታት ሰናይ ምንጆት ዝተወረቐሎም ናይ ቡሓቂ መርዓየ ዘለኹ? ትብል።

"ተፈላሊና ዲና ፍቕረየ ጋዶ ኮይኑ
ጌና ከይተማነና መሬት ብእዋኑ
እንሀልኪ ልበይ ብፍቕርኺ ሓዚኑ

ሕሱብለይ ድኣምበር ኣካለይ ማሲኑ።

ጸላኢና ማሲኑ ክሳብ ምብላዕ ምስታይን ዝሰእን ኣይኹን እንበረ፡ ኣብቲ ዳስ መርዓ ከምዚ ክድረፍ ኣይግብኣን። እምበርከስ፡ "ማሲኑ" ዝብል ቃል መልእኽቱ ሕማቕ ፋል ዝሓዘለ ብምኳኑ፡ ኣብ ካልእ ኢጋጣሚ ክትደርፎ'ውን ዝምርጽ ኣይኮነን።

ዘይምልልላይ ምሓሸና
ጓኖት ምኳን ከም ቀደምና

ተላሊና እንታይ ረኺብና

ዘይብእዋኑ ፍቕረይ ተማኺና፡ "እንታይ ጋድኡ ይብሃል ደቀይ!" መርዓት ካብ ቤታ ጌና ወጺኣ ኣብ እንዳሕሙኣ ከይበጽሐትን ምስ ስድራ መርዓዊ ከይተረኣእየትን ነገር ባእሲ ተላዒሉስ ንመርዓዊኣ ምኽንያቱ ብዘይተፈልጠ ኣንደበትኑት ስለዝጸልኣቶ፡ ድሮ ኣብ ፍትሕ በጺሓም ክለማመኑ የስምዕ። እዚ ቋንቋዚ ደራፊ ብልክዕ ንኽልቲኦም መጻምዲ ኣባኢሱ ድሮ ንሓዲኦም ኣብ ሕደማን ቁዞማን ንሓዲኦም ድማ ኣብ ትዕቢትን ልዕልናን ጸሚድዎም ኣሎ።

እንሓንሳብሞ ዘይምዝራብኳ ይሓይሽ። መትሓዚን መእሰርን ትስእኖሉሞ ኣብ መንጎ ቅጭ መጺኡካ ጓይላ ሂር እናበለ ራሕሪሕካዮ ምድቃስ ትመርጽሉ ኢጋጣሚታት'ውን ኣሎ። "ኣላሚዳ"

እንታይለ ይንገሮም ነቶም ፈተውትና
ብኣኺ ዝሓተቱ ኩሎም ቤተ ሰብና
ወይኖይ በበይንና ክንደይ ከይጥዕመና

ከምቲ ናይ ትማሊ ብሓደ ይሕሸና፡ ዝብል ትሕዝቶ ዘለዋ ደርፊ ኣብ ዳስ መርዓ ክትድረፍ ብጣዕሚ ዓመጽ እዩ። "ኣላሚዳ" ድማ ምስ ጽንብል ስሩስርዓት መርዓ ዘሳኒ ወይ ዘቃድዋ ትሕዝቶ ዘይብላን ንኻልእ ክትገልጽ ዝተዘየመት እያ። ኣብ መውዳእታ ኽኣ ኣርእስታ ጀሚርካ ክሳብ "ጉዲፋትኒ ከይዳ" መፈጸምትኣ ኵንዎ ምፍልላይ ትርጉም የብላን።

ኣርእስቲ ዛዕባና ኣብ ግዜ መርዓ ብዝተፈላለዩ ደረፍቲ ዝድረፉ ወይ ዝድገሙ ደርፍታት ኣብ ክንዲ ብሃውሪ ብኣፍልጦ እንተተጠቐምናሎም ይምረጽ። ብልክዕውን ኑቲ መዓልቲ ዝገልጹን ዝሳዩን ክኾኑ ኣለዎም። እዚዩ መርገጺ ናይዚ ተላዒሉ ዘሎ ኣርእስትና።

ኣብ መውዳእታ። ከምቲ ብተደጋጋሚ እናተጠቕሰ ዝወረደ ሓሳብ ኣብ ጽንብል መዓልቲ መርዓ፡ እቶም ኑቲ መዓልቲ ከዘናግዑ ዝተዓደሙ ወገናት ኣብ ክንዲ ሞዛይካዊ ዜማታት ዝድረፉ ብዝተኻእለ መጠን፡ ነቶም ኑቲ ጉዳይ ዘንጸባርቑ ደርፍታት ብምሕራይ እንተዝጥቀምሎም ዝበለጸ ምኾነ። እዚ ከምዚ ኢሉ እንከሎ፡ ኣብዚ ናይ ሎሚ ኣርእስቲ ተጠቒሰን ዘለዋ ኣብ መዓልቲ መርዓ ዝድረፉ ደርፍታትከም ኣብኡት ዝተወስዳ ድኣ እንበር፡ ብምውድዳር ዝተሓርያ ዘይ ምኳነን ንኣንበብቲ ከብርህ ይፈቱ።

# “ትግርኛ ኣይክእልን እየ”

ብኤሊ ገብረ

ቅድሚ ቁሩብ ኣዋርሕ፡ ኣብ ጎደናታት ኣስመራ ብዙሓት ደቂ ተባዕትዮ መንእሰያት ቅዲ ኣቀማቕማ ‘ቻማክ’ ተቐምቂሞም መቸም ርኢና ንኸውን። መንኑት ‘ቻማክ’ ዘይፈልጡ ብዙሓት ሰባት ብስም ፋሽን ኑቲ ቅዲ ተኸቲሎም የጸብቐሎምን ዘየጸብቐሎምን ከይፈለጡ ኑቲ ቅዲ ተኸቲሎሞ እዮም። ድሮ እኳ ግዚኡ ሓሊፉ ቅዲ ኣቀማቕማ ‘ቻማክ’ እናተቐየረን ብኻልእ ተተኪኡ ንርእዮ ብምህላውና እዚ ጉዳይ ብዙሕ ዘሰክፍ ኣይኮነን። ሓደ ቅዲ ፋሽን ይመጽእ ነዊሕ ከይጸንሐ ድማ ብኻልእ ቅዲ ፋሽን ይትካእ። እዚ መንነት ሓደ ሕብረተሰብ ኣብ ምህሳስ ዘይንዓቕ ኣበርክቶ እኳ እንተለዎ፡ ኣሰኪፉኒ ዘሎ ኣውራ ጉዳይ ግን ጉዳይ ቋንቋን መንነትን እዩ። ኣብዚ ቀረባ ዓመታት ጀሚሩ “ትግርኛ ኣይክእልን እየ” ዝብል ሰብ እናበዝሐ ይመጽእ ብምህላዉ ድማ እዩ ስክፍታይ። ነዚ ጉዳይ ከም ቀንዲ ኣርእስቲ ኣልዒለ ክዛረበሉ ዝቐሰበኒ ፍጻሜ ቅድሚ ሒደት ኣዋርሕ ብስራሕ ናብ ሓንቲ ካብ ኮለጃት ሃገርና ኣብ ዝተንቀሳቐስኩሉ ኣጋጣሚ እዩ። መብዛሕተአን እተን ቃለ-መሕትት ክገብረለን ዝሓተትክወን ደቂ ኣንስትዮ ዝዛረባኦ ዝነበራ ቋንቋ ትግርኛ ደዩ ክሳብ ምግጋይ እየ በጺሐ። ቋንቋ ካብ ምትሕንፋጽ ሓሊፈን ትግርኛ ደዩ እንግሊዝ ዘይርደኣካ ቃላት ክዛረባ ከለዋ እንታይ ኢና ንኸውን ዘለና ብምባል ኣግርሞተይ ደረት ክገብረሉ ኣይከኣኩን።

ቋንቋ ኣዴኻ ኣይፈልጥን እየ ወይ ኣይመልከን እየ ምባል ፋሽን ደዩ ተቐጺሩ ወይስ መለክዒ ምዕባለ ኮይኑ። ቋንቋ ምፍላጥ መግለጺ ብልሕን ተገዳስነትን እምበር መግለጺ ድሑርነት ከምዘይኮነ ኩላትና ንሰማመዓሉ ይመስለኒ። ተወሊድካ ዝዓበኻሉ ቋንቋ ኣይፈልጠን እየ ምባል፡ ከንዕቐካ እንተዘይኮይኑ ዝውስኸልካ ነገር ከምዘየለ ርዱእ እዩ።

ሓደ እዋን ሓንቲ ካብ ኮለጅ ተሰጕጋ ናብ ስራሕና ዝተመደበት መንእሰይ ትግርኛ ኣይክእልን እየ፡ እናበለት ንኹሉ ሰራሕተኛ ትካልና ላሕ ኣቢላቶ ነበረት። ሓደ መዓልቲ ከም ወትሩ ብትግርኛ ንዘዕለል ዝነበረ ዕላል “ኣነ ደኣ እሞ ኣብ ትግርኛ ዘየለኹ” ብምባል ተርጓሚ ከምዘድልያ ምስ ሓተተት፡ ሓደ ዝተወዶአ መሳርሕትና፡ “ኣንቲ ኣብቲ እንግሊዝ ከማን ዘየለኺ” ብምባል ኣብ ቅድሚ ኩሉ ሰብ ምስ ዘለፉ ኣብ ክሳደኣ ዝሓፈርኩ ኣነ እየ ነይረ።

ትግርኛ ኣይክእልን እየ ምባል ካብ ኣብ ደቂ ተባዕትዮ ኣብ ደቂ ኣንስትዮ ስለዝዛይድ ድማ ከየስከፈኒ ኣይተረፈን። ኣብ ኩሉ ብቐዐ ክትከውን እናኽኣልካ ስለምንታይ ኣይ ኣብዚ ኣይ ኣብቲ ሓዲግ መዲግ ክትተርፍ ትመርጽ ኣለኻ። መብዛሕትአን እተን ትግርኛ ኣይክእልን እየ ዝብላ ሰባት ቋንቋ እንግሊዝ እውን ካብ ምዝራብ ሓሊፈን ብጽሑፍ ይኹን ብተለፎን ምስ ካልእ ወጻእተኛ ክረዳደኣ ከምዘይክእላ ርግጸኛ እየ። ሓደ እዋን ዘጋጠመኒ ከዕልለኩም፡ ምስ ሓንቲ ንነዊሕ እዋን ናይ ብርዒ መሓዛይ ዝነበረት ኣሜሪካዊት ብተለፎን ንመጀመርያ ግዜ ክንራኸብ ንውስኦልኩም። ኑቲ ቋንቋ ይመልኮ እየ በሃሊትን ክረዳዳእ ከምዝኽእልን ምሉእ ርእሰ ተኣማንነት እዩ ነይሩኒ። እንተኾነ ምስእዛ ናይ ብርዒ መሓዛይ ዝገበርናዮ ናይ ተለፎን ርክብ ኣብ ምምዕባል እቲ ቋንቋ ብዙሕ ተሪፉኒ ከምዘሎ እየ ክርዳእ ኪኢለ። እቲ ዝዛረቦ ዝነበርኩ እንግሊዝ ንሳ ብቐሊሉ ክትድኦ ዘይትኽእል ላህጃ ማለት accent ስለዘለዎ፡ ንሓንቲ ምሉእ ሓሳባት ንኽትርድኣኒ ሰለስተ ኣርባዕተ ግዜ ትሓተኒ ነይራ። እቲ ኣጋጣሚ ዓቕመይ ክፍትሽ ገይራትኒ ጥራይ ዘይኮነ እቲ ይፈልጦ እየ ኢለ ዝምከሓሉ ቋንቋ እንግሊዝ ጽቡቕ ገይረ ከምዘይፈልጦ ኣጸቢቓ ዝተሰቀረትኒ መዓልቲ እውን እያ ነይራ።

ሎሚ ኣብ ጎደናታት ዝዝረብ ዘሎ ትግርኛ መቸም ንሰማዒ ዘደንጹ ኮይኑ እዩ ዘሎ። ትግርኛ፡ ዓረብ፡ እንግሊዝ ሓናፊጽካ ዝዝረብ ዘረባታት ንወለድና ከየደንቆሮም ኣይተረፈን። ሓደ ቋንቋ ክምዕብል እንተኾይኑ፡ ካብ ካልኦት ቋንቋታት ክልቃሕን ክተሓናፈጽን ግቡእ እኳ እንተኾነ እዚ ብመንእሰያት ዝግበር ዘሎ ምትሕንፋጽ ግን ንቛንቋና ኣብ ሓደጋ ዘእቱ እዩ። በዚ ዘለዎ እንተቐጺሉ፡ ቋንቋ ትግርኛ ኣብ ቀረባ መጻኢ ክንጋጾ ምኳንና መቸም ዘጠራጥር ኣይኮነን።

ቀንዲ ተሓተትቲ ናይዚ ጉዳይ መንዩ ኢልካ ምስ እትሓትት ግቡእ ምላሽ ክትረኽበሉ ኣሸጋሪ ክኸውን ይኽእል እዩ። ኩሉ ዜጋ ግን ኣብዚ ጉዳይ ተሓታቲ እዩ። ወለዲ ሎሚ ንቛንቋ ኣደ ንዒቕም ንደቆም ኣብ ገዛ ይኹን ኣብ ደገ ብዘይካ ብቋንቋ እንግሊዝ ብቛንቋ ኣደ ክይዛረቡ ዝኽልክሉ ከምዘለው ብዓይነይ ተዓዚበ ኣለኹ። መንእሰያት እውን ቋንቋና ብምንዓቕን ገላጺ ኣይኮነን ብምባልን ከኣእስዎ ብዙሕ ኣጋጢምኩም ይኸውን እዩ። ቋንቋ ወትሩ ኣብ መስርሕን ዕቤትን እዩ ዝኑብር። ንሕና ኢና ገለጽቲ ዘይኮንና እምበር እቲ ቋንቋስ ጸገም የብሉን።

ቋንቋ መግለጺ መንነት ሓደ ሕብረተሰብ እዩ። ሓደ ብቋንቁኡ ዘይሕበንን ዘይኮርዕን ሰብ መንነት ኣለኒ ኢሉ ብዛዕባ መንነቱ ክዛረብ ኣይክእልን እዩ። ካልኦት ቋንቋታት ምዝራብን ምፍላጥን ኣዝዩ ኣገዳሲ ነገር እዩ። ግን ፈለማ ኑቲ ተወሊድካ ዝዓበኻሉ ቋንቋ ኣዴኻ ኣጥቢቕካ ክትሕዞን ንምምዕባሉ ክትሰርሓሉን ኣለካ። ደሓር ከኣ ብቛንቋኻ እንተዘይኮርዒካ ካልኦት ሰባት ከኽብሩኻ ምጽባይ የዋህነት ጥራይ እዩ።

እዚ ናይ ሎሚ ወለዶ ብቛንቁኡ ኮሪዑ ንምምዕባሉን ንምስፍሑን እንተዘይሰርሐ ደኣ፡ ወዲ መን እዩ ቋንቋ ትግርኛ ከማዕብልን ከጽንዕን። ብመንነቱን ቋንቁኡን ዘይኮርዕ መንእሰይ'ከ እንታይ ዓይነት ምዕባለ ወይ ለውጢ እዩ ከምጽእ። ልዕሊ ኹሉ ዘተሓሳስብ ስነ-ጽሑፍ ሃገርና እዩ። እቲ ተማሂሩ ቋንቋና ከስፍሕን ከማዕብልን ዝኽእል ምሁር ዓቕሚ ሰብና ቋንቋ ኣደ ንዒቑ ሓትኑኡ ክናፍቕ እንተጀሚሩ፡ መጻኢ ስነ-ጽሑፍ ሃገርና ብፍላይ ድማ ቋንቋ ትግርኛ እንታይ እዩ ክኸውን ዘየብል ኣይኮነን። ምትሕንፋጽ ቋንቋኻ ምንዓቕን በዚ ዘለዎ እንተቐጺሉ፡ ቋንቋ ትግርኛ ኣብ ቀረባ እዋን መበቆላውነቱ ምሉእ ብምሉእ ከጥፍእ ምኳኑ ኣየማትእን። እዚ ተረዲእና መንእሰያት ብታሪኽ ከይንኸሰስ ንምዕባለ ቋንቋና ክንጽዕርን ክንሰርሕን መድረኽ ዝጠልቦ እዋናዊ ጉዳይ እዩ።



# “ዝኸበደ ተሰሪሑ ዝበዝሐ ኸኣ ተሪፍና”

## ገብረኤል ዳዊትን ፍስሃየ ስዩምን

*ተወልደ ኣፈወርቂ (ፈተውራሪ)*

ክልቲኦም ድሮ ናጽነት 1990 እዮም ተወሊዶም። ገብረኤል ኣብ ሓሊብ መንተል፡ ፍስሃየ ኸኣ ኣብ ዓራርብ። በብመንገደኦም ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርቲ ምስ ወድኡ፡ ርክቦም ኣብ ኮለጅ ጥዕና እዩ ዝጀምር። ሓደ ዓይነት ዓውዲ ምስ መረጹ ኸኣ ተላልዮም። ናይ መወዳታ ብግብሪ ዝተሰንየ መጽናዕታዊ ጽሑፎም ብሓባር ይሰርሑ ኣለዉ። ስርሖም ካብ ብክልስ-ሓሳብ ዝያዳ ብተግባር ዝተሰነየ እዩ። ጽቡቕ ንባብ፦



*** ክንላለዮካ...**

- ገብረኤል ዳዊት እበሃል። ካብ ኣቦይ ዳዊት ተስፋይ፡ ኣደይ ዀት ኣውዓለ ኣብ 1990 ኣብ ሓሊብ መንተል ተወሊደ። ንድሕሪ ባይታ ትምህርተይ ዝምልከት ከኣ ካብ 1ይ ክሳብ 5ይ ክፍሊ ኣብ ሓሊብ መንተል፡ መባእታ ቤት ትምህርቲ ሙሴና ብብሊን “ዓንዲ” ማለትዩ። ናይ ማእከላይ ደረጃ ትምህርተይ ከኣ ኣብ ቤት ትምህርቲ ኪሰረ፡ እዚኣ'ውን ብብሊን “ሰናይ”ያ ትትርጉም። ክቕጽለልካ ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርተይ፡ ኣብ ደቀምሓረ ዘርኣክሀኒት ካምቦኒ ኮይነ ኣብ ካልኣይ ደረጃ ቤት ትምህርቲ ደቀምሓረ ዛዚመ። ኣብ 22 ዙር ከም'ቲ ኩሉ ናይ 12 ክፍሊ ከኣ ኣብ ካልኣይ ደረጃ ዋርሳይ ይካኣሎ ኣጠናቒቐ። ኣብ መልቀቒ ፈተና እንግሊዝ ጉድ ጌራትኒ 3.8 ኣመዝጊበ፡ ሕጂ ኸኣ ተመሃራይ 4ይ ዓመት ፋርማሲ እየ።

*** ኣብ ትምህርቲ ከመይ ኔርካ?**

- ኩሉ ሳዕ ምስ'ቶም ቀዳሞት ሰለስተ ምስ'ተሰራዕኩ እየ፡ እኹል'ዩ መስለኒ። ኣዝየ ግዱስ ኔረ፡ ምናልባት ኣቦይ ከም ዝግደስ ይፈልጥ ኣይነበርኩን ወይ'ውን ኑቲ ተገዳስነትካ ብ'ኸመይ ፍረ ተፍርየሉ ይርድኣኒ ኣይነበረን። እታ ክሳብ 8ይ ክፍሊ ዝፈልጣ ዝነበርኩ ምክትታል ትምህርቲ፡ ኣብ ክላስ ከመይ ጌርካ መምህር ዝበለን እርይ ቁጽር ኣቢልካ ኣብ ፈተና ትደግመን ምስ ቀዳሞት ሰለስተ ኸኣ ትስራዕዩ ነይሩ። ኑቲ ናይ ሽው ዕላማይ ከኣ እኹል ኣገባብ ኣጸናንዓ ይመስለኒ ኔሩ።

ደሓር ግን መምህር ኣብ'ታ ዝተዋህበቶ ግዜ ውሑዳት ጥራይ ምሂሩካ ከም'ዝኸይድ፡ ተረዲአ ቤት ንባብ (library) ከይደ ከንብብ ጀሚረ። እታ ናይ ትምህርቲ'ኳ ናይ ትምህርቲ እንደዩ፡ ካብ ትምህርቲ ወጻኢ ዘሎ ግዜይ ግን እቲ ዳርጋ 90% ኣብ ምንባብ የሕልፎ ኣለኹ።

*** ናይ ቁጽሪ ቴረም (Theorem) ሰሪሕካዶ ስሚዐ ሓቀይ?**

- ሽዑሽተ ምስ ጂኦሜትሪ ዝተተሓዘ ትዮረማት እየን። ንናይ ዋንነት ኣፍልጦ (recognition) ኢለ እተን ሰለስተ ናብ African Journal of mathematics and computer science ልኢኸየን። ድሕሪ ክንደይ ሳዕሊ ታሕቲ ደግ ውጽኢት መጺኡለይ፡ ናይ ዋንነት ኣፍልጦ ረኺበ ኣለኹ።

- **ኣብዛ ቤት ትምህርቲ ደቀምሓረ'ስ ገለ ምስጢር ኣሎ መስለኒ፤ ቅድሚ'ኻውን ተማሃራይ ራብዓይ ዓመት ስዒድ ከምዚ ናትካ ቴረም ሰሪሑ ኔሩ። ካብ ደቀምሓረ ዝመጸ እዩ። ገለዶ ጸልዩካዶ ይኸውን?**

- ብዛዕባ ናይ መምሃራን፡ ኣዝዮም ንፉዓት መምሃራን ኣለዉ። እንተ ጸልዩካዶ ክኸውን ይኽእል ንዘብል ግን ንዓይ ናይ ኢጋጣሚ ነገር እዩ። ስዒድ ብመንገዱ ኣነ ኸኣ ብመንገደይ ኢና። ርክብና'ውን ኪኖ ዕርክነት ናብ ምጽልላው ዝበጽሐ ኣይኮነን።

*** ብኸመይ ኢኻ ነዞን ትዮረማት'ዚ ክተብግሰን ክኢልካ?**

- ከባብየይ ብጣዕሚ'የ ዝቐጻጸር። ምንጪ ኹሉ ፍልስፍናታት እዚ ባህርያዊ ከባቢ እዩ? ኣነ ኸኣ ከባብየይ የድንቐ እየ። ሓደ ክረምቲ፡ ተማሃራይ 1ይ ዓመት እንከለኹ ምኺኑ እዩ። ገዛውትና ኣጉዶታት እዮ። እቲ ኣግዶታት ገሊኡ ዓንኬል (circle) ገሊኡ ኸኣ ትርብዒት (square) እዩ። ገዛና ዓንኬል እያ። ገዛ ጎረቤትና ኸኣ ትርብዒት። ሓደ ዓይነት

ቁጽሪ ቡሉኳቲ ወሲደንሲ እታ ዓንኬል ትሰፍሕ። ስለምንታይ ዝብል ሕቶ ኣብ ኣእምሮይ ትመላለሰኒ። ከይመልስክዋ ከዕርፍ ኣይደለኹን።

ሓደ ግዜ ኣብ'ዚ ኮለጅ ሓደ ተመሃራይ ስታቲስቲክስ (statistics) ይሰርሕ ኔሩ። ምስኡ ኸኣ 'ካልኩተር' ኔራቶ። ነዛ 'ካልኩሊተር' ኣልዒለ ነታ ዝመጸትለይ ሓሳብ ህርድግ ኢለ'የ፡ ድሕሪ 15 ደቒቕ ከኣ መጺኣትለይ። ድሓር ግን ብዘእምን መንገዲ ከረጋግጾ (proof ክገብራ) ኔሩኒ፡ ጌሮ ኸኣ። እዛ ሓሳብ ዝወለደተን ሓሙሽተ ቴረማት እምበኣር እየን ሕጂ ዘዛርባና ዘለዋ።

*** ኣብ ቁጽሪ ክንድ'ዚ ዓቕሚ ከም ዘለካ ትፈልጥ ኔርካ ዶ?**

- እሂ ድኣ! ቁጽሪ ይመስለኒ ኣይነበርን፡ እምበር ትምህርቲ ከይጀመርኩ እንከለኹ የርብሕን ይመቕልን ኔረ። ኣቦይ ይሸቓቕጥ ስለዝነበረ፡ ኣብ ዓውዲ ሸቐጥ ከኣ እዞም ኣርባዕተ ተግባራት (ምድማር፡ ምጉዳል፡ ምርባሕ። ምምቃል) ኣገደስቲ እዮም። ኣቦይ'ውን ዋላ ሓንቲ ኣይተማሃረን፡ ግን ብሃሰሰ ለባም የርብሕ፡ ይመቕል ኔሩ። ስለ'ዚ ኣቦይ ክጸልወኒ ክኢሉ እዩ። ቀዳማይ፡ ካልኣይ ብዝዕባ እዞም ኣርባዕተ ተግባራት ቁጽሪ ተሸጊረ ኣይፈልጥን እየ።

ደሓር ከኣ ጉዱስ እየ'ውን ኔረ። 4ይ ክፍሊ እንከለኹ ደዩ'ታ፡ እታ ዘጽናዓላ ዝነበርኩ ጋዝ ላምባ ወዲኣ ጭልምልም እናበልት ምጽናዕ ከልኣትኒ። ንጽባሒቱ ኸኣ ፈተና ኮይና። እንታይ ጌረ መስለካ፡ ድምቕቲ ወርሒ ኔራስ ነዚ ጥራዝይ ከንብቦ ኢለ ሕጊግ...! ኢለ። ኑቲ ፈፍርዩ ትርኣ... ቢቃ ክሳብ ክንድ'ዚ ግዱስ ኔረ 'ብለካ።

*** ኣብ ዓውዲ ቁጽሪ (Mathematics) እንተትኣቱዶ ዝያዳ ኣይምዓንካን?**

ቁጽሪ ደኣ ናብይ ከይከደኒ ኩሉ ግዜ ኣብ ርእሰይ ኣሎ። ኣብ ዝኾነ ኬንካ ክትገብሮ ትኽእል ነገር እዩ። 'ላባራቶሪ' የብሉን ዝተሓዋወሰ ቀመም የብሉን። ፈርማሲ ግን ከምኡ ኣይኮነን። ጽባሕ ንግሆ ክረኽቦ ኣይክእልን እየ። ፋርማሲ ይበልጽ ወይ ቁጽሪ ይሓምቕ ኣይኮንኩን ዝብል ዘለኹ። ቀዳምነት ሰሪዐሉስ ፋርማሲ ቀዳምነት ዘድልዮ ኮይኑ ተሰሚዑኒ። ድሓር ከኣ ምስ ቁጽሪ ዝተሓሓዝ ዓውዲ ፋርማሲ (molecular modeling) ዝባሃል ኣሎ፡ ምስዞም ቕጽል ትምህርቲ ክቕጽሎ ይሓስብ።

*** ኣብ ፋርማሲኽ እንታይ ዓይነት ኢና ክንጽበ?**

- ሕጂ'ውን ከባብየይ ብዙሕ ነገር ክንገብረሉ ከም ዝኽእል ይንበበለይ ኣሎ። ሰብ እንተተረኺቡ ዘይውዳእ ቀረባት'ዩ ዘለዎ። ድሮ ምስ ካልኣየይ ጸረ-ፋንገስን ጸረ-ባክተርያን ረኺብና። ኣብ'ዛ ዛዛሚ መጽናዕታዊ ወረቐት (research paper) እዚ ባህላዊ ኣፈዋውሳ ምሉእ ብምሉእ ጌጋ ከምዘይኮነ ረኺብናዮ ኣሎና። ገለ ሰባት ብባህላዊ ሕክምና ክፍወሱ ስለዝረኣዩ፡ ጸገሙ ውዱእ ዘይተወደኡ መጠን ኣወሃህባ ይኹውን እዩ። ኣብ ላባራቶሪ'ውን ኣንፈት ተረኺብዎ ኣሎ። ኣንታ ብዙሕ እንዶ ኣይተዛረበኒ ምሽ ናብ ሕትመት ገጽና ኢና ንኸይድ ዘለና፡ ሽዑ ይሓይሽ። ደሓር ከኣ ብሌናይ እንደየ ብብሌን ቅኑዕ ኣዘራርባ ዝመሰለኒ ኣብ ትግርኛ ካልእ ትርጉም ከይህልዎ'ሞ፡ ምስ ሰባት ከይበኣስ።

*** ንኽድ በል ናብ ሳዋ፡ ኣሕጽር ኣቢልካ ኣዕልለኒ?**

- ንእሽቶይ ተክኒካዊ ጌጋ ጌረ ኔረ። ኣብ'ቲ ትምህርቲ መዘና (Peer Education) ቋንቋ እንግሊዝ መሃር እበሃል። ኣነ ኸኣ ኣብ እንግሊዝ ከም'ተን ካልእ ዓይነት ትምህርቲ ኣይኮንኩን። ስለዚ ካብ እንግሊዝ እተን ዝተረፋ ዓይነት ትምህርታት (bilology፡ mathematics፡ physics፡ chemistry) ከማን ምምሃር ይሕሸኒ ኢለ ይኣቢ። እቶም ጎርሓት ግን ነተን ዘይክእልወን እዮም ዝሕዙ ኔሮም። ኣብ ቅድሚ ተመሃሮ ከይሓፍሩ ክብሉ ጽቡቕ የጽንዕዎ፡ ይዕውቲላ ኸኣ። ኣነ ወዲ ገርሂ ልባ ግን ከመይ ጌረ ነተን ዘለዋኒ ናብ ተማሃሮ የሕልፍ ስለዝሓሰብኩ ካልእ መሪጸ። ከም'ቲ ናታቶም እንተዝሓስብ፡ እንግሊዘኛ "A" መመዝገብኩ ሙሉእ ከኣ መምጸእኩ።

*** እስከ በል ናብ'ዛ ሰሪሕኹማ ዘለኹም መድሃኒት ክንምለስ። ምስ ካልኣይካ ምስ ምፍንካ ንስኻ ኸኣ ሓንሳብ ከተዕርፍ ንፊሽ ከኣ ከሎልዮ... ፊሽ ናባኻ ተመሊስ ኣለኹ ኣቐዲምካ ክንሳለየካዶ?**

- ፍስሃየ ስዩም ሃይለማርያም ይበሃል። ብ1990 ኣብ ዓራርብ ተወሊደ። ድሕሪ ናጽነት ከኣ ኣብ ከተማ ደቀምሓረ ዓብየ፡ ናይ ትምህርቲ ሂወተይ'ውን ኣብኡ እዩ ዝጀምር። ካብ 1ይ ክሳብ 3ይ ኣብ ቤት ትምህርቲ ዕርዲ ዓወት፡ ካብ 4ይ ክሳብ 5ይ ኣብ ቤት ትምህርቲ ቅዱስ ያእቆብ፡ ማእከላይ ደረጃ ኸኣ ኣብ ቤትኤል ማእከላይ ደረጃ ደቀምሓረ ተማሂረ። ኣብ ካልኣይ ደረጃ ግን ኣደይ ተጋዳሊት ርግበ ክፍለ ብስራሕ ናብ መንደፈራ ስለዝተቐየረት ኣብ 2ይ ደረጃ ኣሕዋት ካፑቺኒ (እንዳባድረ መንደፈራ) ተማሂረ። ብድሕሪ'ዚ ኣብ ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርተይ ንምዝዛም ናብ ሳዋ ወሪደ። ኣብ ሃገራዊ መልቀቒ ፈተና ኸኣ 3.8 ኣምጺአ ኣብ ኮለጅ ጥዕና ዓውዲ ፋርማሲ የጽንዕ ኣለኹ።

*** ኣብ ትምህርትኻ ከመይ ኔርካ? ካብ እትጀምር ዲኻ ንፉዕ ኔርካ ወይስ ናይ መቐይሮ እዋን ኔሩካ እዩ?**

- መቶም ኣዝየ ሕማቕ ኮይነ ኣይፈልጥን እየ። ዝያዳ ኣብ ማእከላይ ደረጃ ምስ ኣተኹ ግን ብርድኢት ክነፍዕ ጀሚረ። ኣብ'ቲ መባእታ ክፍልታት ዝነበርኩሉ ኣዝየ ሕማቕ ኣይነበርኩን፡ 'ውሃ' ዘበለ ንፉዕ'ውን ኣይነበርኩን። ስሕት ኢለ ብልጫ ይወስድ ኔረ። እዚ ግን መንፋዓተይ ንዓይ ክኾነኒ ኢለ ዘይኮነኒስ ንዘይርድኣኒ ምኽንያት ሳሕቲ ይነፍዕ ኔረ። ደሓር ግን እናዓበኹ ምስ ከደኩ ግድን ክነፍዕ ከም ዘለኒ ግዲ ተረዲእኒ ባዕለይ ሓለፍነት ወሲደ ክነፍዕ ጀሚረ። 'ኣጽንዕ' ክሳዕ ዝባሃል'ውን ሓላፍነት ነብሰይ ኣይዘንጋዕኩን። ብደረጃ ትምህርትን ብዕደመን ኣብ ዝዓበየሉ ዝነበርኩ እዋን ከኣ ዝያዳ ግዜ መጽናዕቲ ክወስድ ክኢለ። ካብ'ቲ ንስድራይ ዝህቦም ዝነበርኩ ናይ ዕላልን ጸወታን ግዜ ኸኣ ንመጽናዕቲ ክስርቕ ይርድኣኒ፡ ከም'ዚ ኢሉ እቲ ሓላፍነት ነብሰይ ዓብዩ ኮይኑ ይርድኣኒ። ኣታ ዘረባዶ ኣብዚሐ፡ ገሊኡስ ግደፎ?

*** ዝገደፍ ዘይብሉ ቀጽል ግዳ። ኣብ ኣሕዋት ካፑቺኒኸ ብልጫ ትወስድ ኔርካ ማለት ድዩ?**

- ኣብኡ ድኣ ብልጫ መልክዒ መንፍዓት ዘይኮነ። ኩሎም እቶም ተመሃሮ ከካብ ቤት ትምህርቶም ብመንፋዓቶም ፍሉጣት ዝኾኑ ዝመጽዎ እዮ። ስለዚ ቀዳማይ ሰሚስተር 1ይ ወጺእካ፡ ካልኣይ ሰሚስተር 10ይ እንተወጺእካ ዝገርሞ የለን፡ ባህሪ ናይ'ቲ ቤት ትምህርቲ እዩ። ሓደ ርጉጽ ነገር፡ እንታይ ኣሎ 1ይ ሰሚስተር 1ይ ዝወጸ 2ይ ሰሚስተር ኣይደግማን እዩ። እንታይ ክብለካ ደልየ እየ፡ 5ይ 6ይ

ይወጽእ ኔረ እዚ ማለት ከኣ ካብቲ 10ይ ዝወጸ ነፊዑ ካብቲ 1ይ ሓሚቐ ማለት ኣይኮነን። ኣሕጸር ኣቢለ ክምልሰልካ ሕማቕ ኣይነብርኩን። ኣብ ማትሪክ 3.8 ምምጸእይ ከኣ ሃንደበታዊ ዘይኮነስ ውጽኢት ናይ'ዚ ኣብ ካልኣይ ደረጃ ዝነበረኒ ሚዛን እዩ።

*** እስከ ብዛዕባ'ዛ ስራሕኩማ ዘለኹም መድሃኒት፣ ናይ እንታይ ፈውሲ፡ ከመይ እያ ኣዕሊልኒ?**

ገብረኤል፡- ንመጽናዕታዊ ወረቐት (Research paper) ኢልና ኢና ኣበጊስናያ። መበገሲና ኸኣ እዚ ከባቢ እዩ። ቁስሊ ብገለ ልምዳዊ ሕክምናታት ክፍወስ ጽቡቕ ጌርና ኣስተውዒልና። ብይኸውን ኣይኮነን ብዓይናን ዝርኣናዮ እዩ። ቁስሊ ምስ ቆሰለ ዓበይቲ ኣቦታትናን ኣያታትናን ከም ሃምቦሃምቦ (ብብሌን ቡሱ ሳይንሳዊ ኣጸዋውዓ senna singuena)፡ መቐር (ዋልዋሉ ሳይንሳዊ ኣጸዋውዓ Boswelia papyriferia)፡ ቆጣ ብብሌን እዩ ብትግርኛ ኣይፈለጥክዎን (ሳይንሳዊ ኣጸዋውዓ trichelia erotica) ተጠቒሞም ይፍወሱ እዮም። መበገሲና እዚ እዩ።

ፍሰሃየ፡- ድሕሪኡ ዝመጸእ ንቑስሊ ዘርክሱ ነፍሳት እንታይ እዮም ዝብል ሕቶ ክልዓል ግድን ኮይኑ። ባክተርያን ፋንጋስን። ስለዚ እዘን ኣግራብ እዚአን ጸረ-ባክተርያን ፋንጋስን ኣለወን ዝብል ሳይንሳዊ ግምት (hypothesis) ሂብና። እዚ ግምት'ዩ፡ ከረጋገጽ እንተድኣ ኾይኑ ናብ'ቲ ምርምር (experiment) ዝባህል ኣካል ሳይንሳዊ መጽናዕቲ (scientific research) ክንኣቱ ግድን ኔሩ። ኩሉ ስራሕና በቲ ሳይንሳዊ መጽናዕቲ (scientific research) ክሓልፎ ዘለዎ መገዲታት ኢና ተተሓሒዝናዮ። መጀመርታ ከባቢና ተዓዚብና፡ ደጋፊ ሓበሬታ ሒዝና፡ ናትና ግምት ወሲድና፡ ፈተነ ኣካይድና ውጽኢትና ከኣ ሰዒቡ።

*** እሞኸ ግምታትኩም ከመይ ኮነ?**

ገብረኤል፡- ተረኺቡ! መቸም ድሕሪ ነዊሕ ድኻም፡ ነቲ መድሃኒ ዘቑቕና ፈቲንናዮ፡ ርኸበትና ኸኣ ዕዉት ኮይኑ። ባክተርያ ኣብቊልና (culture ጌርናዮ) እቲ ዝመስራሕናዮ መድሃኒት ከኣ ዕዉት ኮይኑ፡ ነቲ ባክተርያን ፋንጋስን ዝቐትል ዕዉት መድሃኒት ኮይኑ።

*** ከይፈሸለኩም ፈሪሕኩምዶ ኔርኩም?**

ፍሰሃየ፡- መቸም እቲ እትገብሮ ፈተነ



ዳርጋ ኣብ ትዕዝብትኻ ኢኻ ተጸፍፍ። ዘይመስል ትዕዝብቲ እንተድኣ ጌርካ ክትፈሽል ትኽእል ኢኻ። ዝፈሸሉ'ውን ኣይሰኣኑን። ምስ'ቲ ዝሓሰብናዮ መጽናዕቲ ድኣ ኣይከይድን እዩ እምበር እዞም ኣግራብ እዚኦም ንባክተርያን ፋንጋስን ዝኸውን መድሃኒት ከምዘይብሎም እንተረኺብና'ውን ርእሱ ዝኸኣለ ምጽናዕቲ እዩ። ንባክተርያን ፋንጋስን ዝኸውን መድሃኒት የብሎም ኢልና ንድምድም ማለት እዩ። ግዳ እቲ ዝያዳ ዘሐጉሰናስ መድሃኒት ምርካብ እዩ። ዳርጋ ዝበዝሐ ዕዮና ኣብ ቅድመ ፈተነ ተወዲኡ እዩ። እቲ ፈተንስ ነቲ ዝሓዝናዮ ናይ 90% ልዕሊኡ ግምት 100% ምግባር እዩ። ፈቲናዮ ዕዉት ከኣ ኔሩ።

ኣብ'ዚ ዘፍርሓና ነገር እንተድኣ ኔሩ፡ እቲ መጽናዕታዊ ወረቐት'ውን መምሃራንና ይደልይዎ እዮም። ፍሹል ፈተነ እንተደኣ ጌርካስ ኣብ'ዚ ሓጺር ግዜ ንኻልኣይ እማመ (proposal) ሓኹት ክትብል የፍርሓካ። ካብኡ ሓሊፉ ኣብ ፈተነ ክትረክብ ከይትረክብ ልሙድ ነገር እዩ። ግን ከኣ ከም ዘየለ እንተድኣ ረኺብካስ ርኽበት እዩ። ክዱን ብኣፈ ስላሴ ንዓና ዘሐጉስ፡ ንመምሃራና ዘሐጉስ ርኽበት ኮይኑ ጸኒሑና።

*** ኣብ መስርሕ ናይ'ዚ ርኽበት እንታይ ገጢምኩም?**

ገብረኤል፡- ብዙሕ! እዝን እትን እንተብልና ነቲ ዝነበረ ብድሆታት ውሑድ ከምስሎ እዩ። ንምጥቃስ ዝኣክል፡ ነቲ ባክተርያ ካብ ሃገራዊ ላብራቶሪ ኢና ክንምጽኦ ኔሩና። እቲ ሃገራዊ ላብራቶሪ ቀንዲ ስርሑ እዚ ንሕናን ዝሸማናን እንገብሮ ናይ መጽናዕቲ ትካል ኣይኮነን። ናይ ጥዕና ስራሕ እዩ። ነቲ ዘለዎም ዓበይቲ ስርሓት ካልእ ተወሳኺ ወለንታዊ ስራሕ እዩ። ምትሕብባር እምበር ግዴታኦም'ውን ኣይነበረን። ኣብ መወዳእታ ንምስጋና ዕድል እንተድኣ ሂብካናስ ደሓን ክንነግረካ ኢና። ናይ መጽናዕቲ ማእከል ኣይኮነን፡ ምትሕብባር እዩ። ምስ'ቲ ዘለዎም ጸዕቂ ስራሕ ሃታሃታ ኢሎም ሂወት ኣለዎ ኢሎም ባክተሪያን ፋንጋስን ይህቡኻ፡ ሂወት ዘይብሉ ኮይኑ ይጸንሓካ። በስ ኣርባዕተ ወይ ሓሙሽተ መዓልቲ ተመላሊስና። ኣብ'ዚ ናይ ዲፓርትመንትና'ኳ ኩሉ ባዕልና ስለ እንገብሮ ንመጽናዕቲ ኢሉ ዝተዳለወ ስለዘኸኘ'ውን ደሓን'ዩ። ግን ሽግር ኣይነበረን ኣይብለካን። ንኣብኑት ኣብ ክልቲኡ ትካላት ዘሎ መሳርሒ (ሃገራዊ ላባራቶሪን ኮሌጅ ጥዕናን) ኣዝዩ እዋኑ ዝሓለፎን ምስ'ቲ ዝመጸሉ ግዜ ሓሲብካ'ውን ዝኣረገን እዩ። እዚ ንባዕሉ ካልእ ሽግር ኔሩ። ግን ክስገር ዘለዎ ነገር ተሰጊሩ። ወላ እውን እቶም መጽቈቕ ከም እኒ ማይ፡ petroleum methanol፡ ethanol ርእሶም ዝኸኣለ ሽግር ኔሮም።

ፍሰሃየ፡- ገብረኤል ነዚ ክጠቕሰልካ ዝጸንሐ ብግዜ ኢና ኣካሓሒስናዮ። ዕሩይ ዝኾነ መሳርሒታት እንተዝህልወናስ ኣብ ሓጺር ግዜ ምሰራሕናዮ።

*** እዛ ረኺብኩማ ዘለኹም ጸረ-ባክተርያን ጸረ-ፋንጋስን ካብ'ቲ ካልኦት መድሃኒታት እንታይ ብልጫ ኣለዋ?**

ገብረኤል፡- እዞም ቅድሚ ሕጂ ክወሃቡ ዝጸንሑን ዘለዉን ከም እኒ Amoxillin፡ ciproflaxin ንጸረ-ባክተርያ ኢሎም ዝተዳለዉ እዮም። ከም እኒ fluconazole፡ Griseofulin ኸኣ ጸረ ፋንጋስ በበይኖም እየን ዝወሃባ። እዛ ንሕና ረኺብናያ ዘለና ግን ንኽልቲኡ ዘጠቓለለት እያ።

ፍሰሃየ፡- መቐር'ሲ ኣብ ፋርማሲ ከም ንጩና (Odorant) የገልግል ኔሩ። ሕጂ ግን ካልእ ኣገልግሎት'ውን ኣለዎ።

*** ኣብ ዕዳጋ ዓለም ክትውዕል እንታይ ይተርፈኩም?**

ፍሰሃየ፡- እቲ ዝኸበደን ቀንድን

ተረኺቡ እዩ። ዝነውሐ ኸኣ ተሪፉ። ነገር ናብ ዕዳጋ ምውዓል ግን ብዙሕ እዩ ዝተርፎ። ሓደ መድሃኒት ተዳህሲሱ ክሳብ ናብ ዕዳጋ ዝወረድ ካብ 12 ዓመት ክሳብ 20 ዓመት ይወስደሉ። ብገንዘብ ከኣ ከባቢ 800,000,000 ዶላር የድልየካ። ናይ'ዚ ርኽበትና ኸኣ ዝያዳ ረባሕቲ እተን ምዕቡላት ሃገራት እየን እንተብልናየን ዝጋነን ኣይኮነን።

*** መቸም ይሓግዝኩም! ኣብ'ዛ ስራሕ ከመይ ተሓጋጊዝኩም። ኣብ Research Paper እቶም ደቂ ጉጅለ ብዙሕ ግዜ ክገዳደዑ ትርኢ ኢኻ። እሞ ምስ'ዚ ምውሓድኩም (ክልቴኹም ገብሪኤልን ፍስሃየን) ኣይጸገመኩምን'ዶ?**

ገብሪኤል፡- ዝገርም ነገር እዩ። ብሓልዮት ኢና ወዲእናያ። ገለ ደቂ ጉጅለ ንስኻ ስራሕ ኣነ ከጽንዕ ክባሃሃሉ እንክለው፡ ኣነን ፍሽን ግን ብግልባጡ ንዓ ንስኻ ኣጽንዕ ኣነ ክሰርሕ እናተበሃሃልና ኢና ወዲእናያ። ፊሽ ከኣ ንዓይ ከም'ቲ ናይ መወዳእታ ዝደልዮ ዓይነት መሳርሕቲ ኮይኑለይ እዩ። ሃስየዮ ድኣ ከይከውን እምበር፡ እሂ'ታ…….?

ፍስሃየ፡- ወሪድካ!

*** እሞ ድሕሪ ምዝዛም ትምህርትኹም'ሲ ብሓደ ክትምደቡ ትደልዩ'ዶ?**

ገብሪኤል፡- ኣይንደልን! ኣዚና ተፋቲናን ተቐራሪብናን ስለዝኾንና፡ ግዜና ኣብ ዕላል ከይነጥፍኦ ክሰርሕ እየ ዝደሊ። ምስ ፍሽ'ሲ ኣይርሕቕ ኣይቅርብ ድኣ። ግን ክንደጋገፍ'ሲ ከይረሓቕካ።

ፍስሃየ፡- ኣነስ ምስ ገብሪኤል ክኸውን ኣይምጸላእኹን ግን እንተ ሓሰብኩሉስ ሓቁ እዩ።

* ፊሽ እዛኣ ነናይ ውልቅኹም ሕቶ እያ። እስከ ካብ ገብሪኤል እንታይ ከሲብካ?

ፍስሃየ፡- እዚ መኸሱራ እንታይ መኽሰብ ኣለዎ! (ስሓቕ…..) ቁም-ነገር ክዛረበካ፡ ከማይ ተማሃራይ ክምህር ከም ዝኽእል ገብሪኤል'ዩ ኣርእዩኒ። ወጃሃላይ እናመሰለ ከባቢኡ ብኣዝዩ ደቂቕ ትዕዝብቲ ዝርኢ ዓይነት ፍጥረት እዩ። ኣብ ስራሕ ከኣ ውፉይ፡ ዕጉስ፡ ሕጉስ፡ ተጫራቓይ፡ ምስ ቆልዓ፡ ቆልዓ ምስ ዓቢ ኸኣ ዓቢ ኩሉ ጸጽብቒ ኣለዎ።

ገብሪኤል፡- ኣንታ ክንደይ ትምድር! ንሱ ደዩ ጋዜጠኛ ንስኻ? (ሰሓቕ...)



*** በል እስከ ፊሽከ ንዓኻ ከመይ ኔሩ ገብሪኤል?**

- ብኡኑት! ብኡኑት! ሰብ ማለት ፍሽ ጥራይ እዩ ክኸውን ዝኽእል። ኣዝዩ ቅኑዕ ጥራይ ዝሓስብ ሕያዋይ፡ መንፈስ ስራሕ ዝመልኦ ህርኩት፡ ለይቲ ሰዓት ሓደ ከይተረፈ ናብ'ታ ናይ ክልቴኢና ስራሕ ንዓይ ከይተጸበትየ ዝገዮ፡ ሓደ ሓደ ግዜ ይሃስዮ ከይህሉ ይሰግእ እሞ ንሱ ግን ሕጉስ። ፈጺሙ ተበላጺ ኣይኮነን፡ ኣብ'ዚ ጥራይ ዘይኮነስ ዋላ ኣብ'ቲ ካልእ ሂወት። ብባጀት ዝመጸ ነገር እውን ዳርጋ ንሱ'ዩ ዝሽፍኖ። ሰብ ማለት ከም ፍሽ እዩ።

*** ናብ ምውዳእ ገጽና እንዲና ገንዘብን ትምህርትን ዝያዳ ኣየናይ መድለየኩም?**

ገብሪኤል፡- ብኽልተ ኣዚና እነፍቅሮም ነገራት መጺእካና። ከም'ቲ ኩሉ ሰብ ፍልጠት ክብለካ ኣይትጸበ። ንዓይ ክልቲኦም እንተዝህልዉኒ ክንደይ ደስ ምበለኒ። እንተዘይኮይኑ ግን እታ ትምህርቲ ይመርጽ። ትምህርቲ ዘተኣማምን ውሕስነት ዘለዎ ገንዘብ ከምጽእ ይኽእል እዩ። ገንዘብ ግን በየናይ ዓቕሙ ፍልጠት ከምጽእ? መርፍእ ገዚእኻ ክትውግኦ ትኽእል ኢኻ ኸኣ ኣይሰማዕናን። ውረድ ደይብ ስለዝበልካኒ እምበር፡ ክልቲኦም መን ክህበካ?

ፍስሃየ፡- እንታይ ኴንካ ግን ክልቲኦን ዘይትቕርብ? ክሳብ ክንድ'ዚ ትበቅቕ (ሰሓቕ) ብዝኾነ ጥዑም ክኑብር ዝጸልእ ሰብ የለን። ገንዘብ ብዙሕ ኣይኮንኩን ዝብሉ፡ "ስሱዓት" ከይባህሉ እዮም። ንዓና ግን ሕጸረት ገንዘብ እንታይ ከምዝገብረና ነጊርናካ ኢና። ሓንቲ

መድሃኒት ተወዲኣ ንዕዳጋ ክትወጽእ ክንደይ የድልያ ምኳኑ ኸኣ ኣዕሊልናካ ኢና። ገንዘብ እንተፈተና እንታይ ሓጥያት ኣለዎ። ጥራይ ዘይምስራቕ! ግን ከም'ቲ ገብሪኤል ዝበሎ ትምህርትስ ንቕድም ደኣ።

*** ኣብ መወዳእታ ንኽምኹም መንእሰያት እንታይ መልእኽቲ ተመሓላልፉ?**

- ርሑስ ሓድሽ ዓመት ንብሎም።

*** ካልእ ከ! ብዛዕባ ሓደ መንእሰይ ከመይ ክኸውን ኣለዎ ኣይትነግርዎምን?**

ነጊርናዮም እንዲና፡ ክሳብ ሕጂ ልፍልፍ ውዒልና ዋላ ሓንቲ መልእኽቲ ዘይሓዙ እንተኾይኖም፡ መልእኽቲ ንመንእሰያት ኢልና ኣርእስቲ ስለዝገበርናሉ ጥራይ ትርጉም ክህልዎ ኣይክእልን እዩ። ደሓን ደስ ክብለካ ግን ሰብ እንተጽዒሩ ከባቢኡ ኸኣ መዓት ቀረብ ኣለዎ። እቲ ከባቢ ግን "ቀረብ" ዝብል ጽሑፍ የብሉን። ካብ ኣብ ሃብታማት ሃገራት፡ ሓኪም ኴንካ ክትምኩር ኣብ ድኻታት ሃገራት ይበልጽ። ንመምሃሪ ዝኾኑኻ እልቢ ዘይብሎም ሕማማት ስለዘለው፡ ብኹሉ ኣይትብደልን ኢኻ። ይኣክል'ዶ?

*** ናይ መጸኢ መደብኩምከ ከመይ ይመስል?**

ፍስሃየ፡- እዛ መጽናዕታዊት ወረቐትና ኣብ 'ኢንተርናሽናል ጆርናል' ክነሕትማ ኢና። ሰራሕ ከኣ ከም ቀደምና።

ገብሪኤል፡- ምስ'ዚ ናይ ፊሽ ተወሳኺ ኸኣ ኣነ ዝተረፉ 3 ናይ ቁጽሪ 'ቴረማት' ስለዘለዋኒ ንዕኦን ከሕትመን እየ።

የቐንየልና ዓውት ንምነየልኩም!

## ሞያን መንእሰይን

# ባህላዊ ምሕደራ ኣብ ፈተነ!

*ኢ.ንጅ. ምሉእብርሃን ሃብታይ*

"ፌዝዮ ተራፒ" ከምቲ ንቡር ክንቀሳቐስ ንዘይከኣለ ወይ ከኣ ቃንዛ ንዝሓደሮ ክፋል ኣካላት ወዲሰብ በብቐሩብ ናብ ንቡር ንምምላስ፡ ብናይ ነዊሕ እዋን ልምምድን ደገፍ ሓካይምን ተሰኒኻ ዝግበር ዓይነት ፍወሳ እዩ። "ሳይኮ-ተራፒ" ብኽኢላታት ናይ ስነ-ልቦና ዝዝውተር ኣብ ኣእምሮ ሰባት ዘድሃበ ተመሳሳሊ ስነ-ፍልጠታዊ ፍወሳ እዩ። ሰባት ኣብ ዝተፈላለየ ቦታታት ተራኺብና ከም ኣዕሩኽ መሓዙት፡ ከም ኣባላት ስድራቤት፡ ከም መሳርሕቲ፡ ወዘተ እንገብሮም ዕላላት ዋላ'ኳ ግቡእ ስነ-ፍልጠታዊ መገዲ ብዘይምሓዞም፡ "ሳይኮ-ተራፒ" ኣይበሃሉ፡ ገለ ጠቓምን ለዋጥን ባህሪ ዘለዎም ኮይኖም ንረኽቦም። እስከ ንኺድ፦

"ኢሂ ኣያ! ደሓን'ዶ ውዒልካ? እንታይ ኢኻ ደኣ ሓሳብ ዝሓዝካ ትመስል?"

"ኣንታ እንታይ'ከ ዘየሕስብ ኣሎኒ ኢልካኒ ኢኻ! ሎሚ ብዘይካ ዘጉሂ ሓደ ተስፋ ዘለዎ ወይ ዘሐጉስ ሰብ ተሳኢኑ።"

"ኢሂ! እንታይ ተረኺቡ? ኣጆኻ ኣይትድከም። ስራሕ ኣይጠዓየን ዲዩ? ንስኻ እንተዘይጥዒኻ መቸም፡ መሕመሚኻ ጉዳይ ስራሕ ጥራሕ ኢዩ ክኸውን ዝኽእል። ዘይ ንሱ እንታይ ካልእ ሕማም ከይህልወካ ኢሉ?"

"ኣንታ እወ ንሱ! በይነይ ተሪፌ እነህኹልካ። ደቂ ኩሎም ፈጺሞም ካብ ቁጽጽረይ ወጺኢ ኾይኖም። እንታይ ከምዝምህዝ ሓርቢቱኒ እየ ዘለኹ ......"

"ኣብ'ዚ ዕድመ'ዚ ደኣ ንስኻ እንታይ ክትምህዝ፡ ኣን'ታ'ያ! ዝመሃዝ እንተልዩስ ደቅኻ ባዕሎም ይምሃዝዎ እምበር...።"

"ክላ ኽላ! ንስኻ'ውን ካብኣቶም ኣይትሓይሽን ኢኻ። ትእዛዝ ኣቦኦም ዘየኽበሩ'ዶ፡ ቅውም-ነገር ክገብሩ ኢልካዮም። ርኢኻ፡ ኣነ ነዛ ትካል ክ ተኸለሎም ዘሕለፍዎ ከልበትበት ትፈልጦ ኢኻ። ኣነስ ያኢ ማዕረ ሰቦም ክሰርሖም ሓሊነ። ሕጂ ደቂ እንተረኣኻ ዋላ ከም ሰብ እንተዝቖጽሩኒ'ኸ...።"

"ኣይ! ንሱስ ደሓን፡ ዓለም ምሉእ ዝመስከረሎም ሃበርም ቀልዑ እዮም ዘለዉኻ። እንታይ ኬንካ ኢኻ ደኣ ተነኣእሶም? ትማል ትማል'ዶ ከማይ ሕጉስ የለን ትብል ኣይነበርካን? ሓድሽ ዝተኸስተ ጉዳይ እንተልዩ ከኣ ንገረና ...።"

"እዞም ስዲታት፡ እንታይ ክገብሩ ጀሚሮም መስለካ። ዝተዋህብዎ ትእዛዝ ገዲፎም ብኢደ ዋኒኖም ይኸዱ ኣለዉ። በኣምሆይ ናይ ምሸት ከም ቀደምና ሰስራሖም ሂበዮም ከይደ። ንጽባሒቱ ተመሊሰ እንተረኣኹስ ንሱ ገዲፎም ካልእ ይገብሩ። ዳሕራዮም ከኣ ይገድድ፡ 'እንታይ ደኣ ትገብሩ?' 'ተበልክዎም'ሲ፡ 'ከም'ዚ ሓሲብና'ዶ፡ ይሓይሽ ዝበልናዮ ንገብር ኣሎና'ዶ፡ ገለመለ፡' እንካ በሉኒ። ኣይ ጥዑይ ኣይ ጽሉል ኮይነ ኣርፊደልካ፡ ሕጂ እኳ ይሓይሽ ምሳኻ እንተተዛረብኩ ቁሩብ ይነፍሰለይ ኣሎ።"

"ኣይ፡ ንስኻ ደኣ ዕድለኛ እንዲኻ ኣንታ'ያ። ባዕሎም ሓሲቦም ዝዓዩ ውላድ ፈርዮምልካስ ከኣ ከፊኡካ። ፈጺሞም ዕዮ ዝበሃል ነገር ዘይፈልጡ ዘዕበየ'ኸድኣ እንታይ ክብል እዩ?"

"ዕዮ'ሞ፡ ዝተባህልዎ እንተገበሩ ደዩ ዝቐርዒ ዋላስ ብኢደ ዋኒኖም እንተኸዱ? ዘይምለኸ ውላድ እኳ ኣይፍትወኒ።"

"ንሱ ደኣ ኣበይ ይምርኮስ መስለካ፡ ኣብ'ቲ ዝወሃቦም ዘሎ ዓይነት ትእዛዛት። ክትእዝዝ ከሎኻ፡ ነቲ ዝወሃቦም መምርሒ ስራሕ ብልቦም ይሰማምዑሉ ድዮም ወይስ ንስለ ኣኽብሮት ኢሎም'ዮም ዝሰምዑኻ ምፍላጥ ከድሊ ኢዩ። ደሓር ከኣ እዞም ደቂ፡ ንስኻ ትፈልጦን ዘይትፈልጦን ብዙሕ ትምህርቲ ከምዝወሰዱ እባ ኣይትረስዕ...።"

"ኣቦኦም ኣብ ዝተኸለሎም ትካል ሰጥ ኢሎም ዘይዓዩሉ እንተኾይኖም እሞ፡ እንታይ ዝዓብስ ትምህርቲ'ዩ። ትምህርቶም'ሲ ብኻ ምተረፈና። ኣይተማሃርናን ኢልና ካብ ምንታይ ተሪፍና ወደይ! መዋእልና ሰሪሕና።"

"ኣያ! እቲ ወሳኒ ግን ኣብ መደምደምታ እዩ ዘሎ። መዋእልካ ጽዒርካ ዝተኸልካዮ ትካል ብኸመይ ውሑስ መጻኢ ይህልዎ፡ ዝብል ኢዩ ሕጂ ዘገድስ። ክትደክም ከለኻ ኣሰር ዘለዎ ነባሪ ቅውም-ነገር ትገድፍ'ዶ ወይስ ምሳኻን ቅድሜኻን ንዝቐበር ነገር ኢኻ ትደክም ዘሎኻ ኢልና ምሕሳብ ከድልየና እዩ። ንዓይ ከምዝመስለኒ እቲ ዝበለጸ ቅውም-ነገርን ብህይወት ክሳብ ዘሎኻ ሓጎስ ዝርከቦን፡ እቲ ብግዜ ንእስነትካ ዝተምኔኻዮ ጽቡቕ ነገራት፡ ደቅኻን ደቂ ደቅኻን ንመንገዲኻ ፈትዮም ተቐቢሎም ካብ'ቲ ናትካ ብዝበለጸ ብቕዓት ክፍጽምዎ ከለዉ ብኣዒንትኻ ምርኣይ እዩ። ንስኻ ድማ ኮፍ ኢልካ፡ ብሰላም ኣዕሪፍካ፡

ንስራሖምን ድኻሞምን እናኣሞገስካ፡ ንግሆን ምሸትን እናመረቕካዮም፡ ዝተረፈ ዕድሜኻ ብሰላምን ብቕሳነትን ክትሕልፎ ከለኻ እዩ። እዚ ክዉን ክኸውን ግን፡ ገና ካብ ነኣሽቱኦም ኣርኣያ ትኾኖም ኔርካዶ፡ ወይስ እናኣዘዝካ ብዓመጽ ኢኻ ክተስርሖም ጸኒሕካ፡ ምርዳእ ከድሊ እዩ።”

“ኣየ ንስኻ! ብዘረባ ደኣ መን ክኸእለካ? እዚ ትብሎ ዘለኻ ብሕልሚ ጥራይ እዩ ዝኸውን። ስተ እስከ ደው ኣይተብሎ። እዚ ኣልኮል'ዚ፡ ወይ ካብ'ቲ ፋብሪካኡ መምስወጸ ክንውደኦ ኣለና ወይ ከኣ ንሱ ክውድኣና ኣለዎ።”

“እሰቲ ኣለኹ። እዛ ጉዳይ ናይ ስራሕካ ግን ምስ'ቲ ዘጽንዖ ዘለኹ ሞያ ትኸይድ ግዲ ኾይናስ ፈትየያ'ለኹ። መፍትሒኣ ኸኣ ኣብ ቀረባ ዘሎ ኮይኑ ይስመዓኒ። ቁሩብ ነንሓድሕድኩም ኢሂን ምሂን ምባል የድልያ ይኸውን'ዩ። እቲ ትካል ከኣ ብኣካል ስለዘሎ፡ ክንደየናይ ጸገም ከይህሉ።”

“ጸገም'ሲ መሊኡ'ባ! ፈጺምና ተባኢስና እኮ ኢየ ዝብለካ። ምሰንጸርጸርኩ ዝብሎ ኣይፈልጥንየ ኔረ። ‘ንዓይ ዘይእዘዝ ኣብ'ዚ ገዛ'ዚ ኣይሰርሕ፡ ውርሻይ ኣይረክብ፡’ ኢለዮም መስለኒ።

“ኣሃ.ኣሃ..ኣሃ… ኣየ ንስኻ! መቸም መዓንጣ ትበተኽ ኢኻ። እሞ'ኸ ድኣ እንታይ ገበሩ።”

“ሓደ ወይ ክልተ ካብኣቶም ንግዜኡ እልይ ኢሎም ካብ ጫው ጫው ዘህድኡኒ ዝመሰለኒ፡ በብሓደ ንግፍ ኢሎም ካብ'ዛ ገዛ መመሊቖም ይወጹ፡ ሕጂ ካብ ሰብ ከይትሰምዖ እቲ ናይ ትካልና ስራሕ ፈጺሙ ደው ኢሉ እዩ ዘሎ። መጓሂቲ ዝኾኑ ውላድ ወሊደ እንታይ ክገብር ኢልካኒ።”

“ወይለይ እሞ ኣያይ'ሲ ካባኻ ዝብርትዖ ኢኻ ወሊድካ። ዝኾነ ሕማቕ ይኹን ጽቡቕ ምላሽ'ከ ይምልሱ'ዶ?”

“ኣይ ንሱ እንድዩ ደኣ ልዕሊ ኩሉ ከቢዱኒ ዘሎ። ዝኾነ ዓይነት ዘረባ ልቢ ንልቢ ተዋሃሂብና ካብ ዘይነዕልል ነዊሕ ኢዩ ኮይኑ ጸኒሑ። ኑቲ ሓደ ትገንሖ፡ ኑቲ ከኣ ፈሊኻ ተጓጥጠሉ፡ እናበልና መቸም ጸኒሕና። ሕጂ ግን ብኢሱ። እቶም ዓበይቲ ደኾን ይሕሹ፡ ይሕመቕ ይጸብቕ ቁሩብ ይምልሱለይ እምበር፡ ምስ'ቶም ነኣሽቱ እሞ ኸኣ ቋንቋና'ውን ፈጺሙ ኣይራኸብን እዩ።”

“እሞ እዚ ደኣ ነዊሕ ሱር ሰዲዱ ዝጸንሐ እዩ ዘይትብለኒ፡ እህምምምምም…”

“ንስተ'ስኪ! ንመዕለሊ ክኾነናሲ ብቕዳማይ እንታይ ኢጋጢምኒ መስለካ። እቲ ንእሽቶ ምስ ኣዕሩኽቱ እናዕለለ ተሓቢኣ እንድየ ዝሰምዖም፡ ኑቲ ስራሕና'ሲ፡ “ስራሕ ናይ ባባ” እናበለ የላልዮም። ንሱ እሞ ኸኣ ነዛ ኮምፕላስዮኑ ተኸደና ኢልካዮ'ውን ኣብ'ዛ ነብሱ ኣየቕርባን'ዩ። ብዘይካ ክዳን ቀቀይርካ ዙረት ካልእ የብሉን። እቶም ዓበይቲስ ይሰርሑ'ኳ።”

“ስምዓኒ እንዶ ኣያ! ማለትሲ ብዛዕባ'ቲ ስራሕን ኣካይዳኡን ከም'ዚ ኣኼባ ጌርኩም ዲዩ ገለ ቀቁሩብ ኣይትላዘቡን ዲኹም ጸኒሕኩም ከም ሰባት? ማለት'ሲ ጽባሕ ንግሆ ንዓኣቶም እዩ'ኖ። ንስኻ ደኣ እንታይ ኣለካ ሕጂ …፧”

“ክላ ሰቕ ኢልካ'ዩ! ከም'ኡ እንተፈተንካ ኸኣ ኣብ ደቀቕቲ ነገራት ግዜ ይበልዕ። ከም ሰብኡት ኮይኖም ዓበይቲ ነገራት ክገብሩ እናተጸበኹዎም ብዛዕባ ነኣሽቱ ነገራት ጥራይ ኮይኑ ዘረባኦም።”

“ኤእ ኣያ! እዚ ንኣሽቱ፡ ቀንጠ መንጢ ትብሎ ጉዳያት፡ ብሓቂ ንኹሉኹም ነኣሽቱ ዲዩ? ነንኣሽቱ ነገራት ተደማሚሩ ከምዝዓቢ ከኣ'ባ ኣይንረስዕ። ይንኣስ ይዕበ'ሲ ኑቲ ናታቶም ሓሳባት ክትቅበል ኣይጸናሕካን ማለት እኮ'ዩ።”

“እወ! ሓደ ሓደ ግዜ'ሲ እቲ ኣተሓሳስባኦም ተስፋ ትስእነሉ'ኖ። እዚኣቶም'ሲ ጽባሕ ንግሆ እምበርዶ ነዚ ገዛ ከስርሕዎ እዮም ትብል። ከም ኣዛብእ ተማቒሎም ነዛ ትካል መንጢቶም ከይውድእዋ ኢኻ ትፈርህ። ነንእሽቶ ስራሕ ሰሪሖም፡ ኩሉ ዘረባኦም ብዛዕባ ነናይ ውልቆም ዓስቢ ድኻም ጥራይ ይኸውን። ሰብኣይ'ዶ ወደይ ብዛዕባ ከብዱ ክንድ'ዚ ይሓስብን ይጭነቕን ኢዩ። ሃርጓማት እዮም በጃኻ ኢለካ። ምስ ዓበዩ ከም'ዚ ይኾኑ ደኣ፡ መን ኢልዎም ወደይ…፧”

“ይጥዓዩ፡ ይንፍዑ፡ ይብኣሱ፡ ይሰስዑ፡ ፍረኻ እዮም። ምስልኻ እዮም ዘንጸባርቑ። ሕጂ ንመን ክትህቦም ደሊኻ? ዝኾነ ባህሪ ብጋጣሚ ከምጽእዎ ኣይክእሉን እዮም። ካብ መን ክወርስዎ ኢልካ ትሓስብ። ነናይ ውልቆም ዘሕስቦም እኮ፡ በብሓደ ፈሊኻ ገለ ሓለፋታት ክትገብረሎም ጸኒሕካ ማለት'ዩ። ኣብ ነንሕድሕዶም ዘየድሊ ውድድር ከምዝህሉ ይገብር። ክንዲ ዝፋቐሩን ዝተሓላለዩን፡ ኑቲ ሕውነቶምን ኣተዓባብያኦምን ዘረስዕ ኣተሓሕዛ ጸኒሑካ ክኸውን ኣለዎ።”

“እንድዕሉ በጃኻ፡ ምስጢሩ ጠፊኡና ኣሎ።”

“እሞ ሕጂ ደኣ ቁሩብ እንታይ ትሓስብ ኣሎኻ?”

“ኣነስ ካብ'ኡ ዘይሓልፎም፡ ኑቲ ትካል ሓደ ኣፈቱ ከካርዮ ወይ ከኣ ኑቲ ስራሕ ብመልክዕ ኩንትራት ንኻልኦት እናሃብኩ ከካይዶ ይብል ኣለኹ። እቲ ጽጋብ ናይ'ዞም ደቂ ገለ ተዛሒሉ። ብሰንኪ ሕመቖም ሽሻዮም ንጓኖት ኣሕሊፈ እህቦ ከምዘለኹ ክርደኦም ይደሊ ኣለኹ።”

“እውይይ… ኣያይ! እዚ እሞ ኸኣ ንሓዋሩ ዘይወጽእ ጣዕሳ እዩ። እቶም ጓኖት'ከ ኑቲ ሽሻይካ ክግህጽዎ ዲዮም ክቑርጥምዎ እንታይ መረጋገጺ ኣሎካ። ካብ'ቶም ህርኩታት ደቅኻ ዘይረኸብካዮስ ካብ ጓኖት ክትረኽቦ ትጽበ ኣሎኻ። ዓመታት ዝደኸምካሉ ስራሕ ባዕልኻ ምርማስ'ዩ። እዚስ ሃዲእካ ደኣ ሕሰበሉ።”

“ኣን'ታ እንታይ እሞ ክገብር ኢልካኒ ኢኻ? ገለ ፈጊዶም፡ ካብ ጌጋኦም እንተተማሃሩ ኢለ እንድየ።”

“ኣዩዩዩ…! እቲ ጌጋ መበገሲኡ ካብ መን ምኳኑ ዘይተረጋገጸ። ሕጂ ዘገድሰኩም ግን ምርግጋጽ ናይ መንነት ጌገኛ ኣይመስለንን። ከመይ ጌርኩም ነገራት ናብ ንቡር ትመልስዎ ጥራይ ምሕሳብ ይሓይሽ። ሕሉፍ ጌጋታት ንመጻኢ ዕድል ናይቲ ስድራን ትካሉን ከበላሽዎ ጽቡቕ ኣይኮነን።”

“ከም'ቲ ቀደምና ኣብ ሓደ መስመር ሰጥ ኢልና እንተዘይሰሪሕና'ሞ ብኸመይ መጻኢ ዘለዎ ትካል ክህልወና? ዕድሜና ልክዕ ዝሰራሕናሉ ነገር'ሲ ሕጂ ሓድሽ ኣገባብ መጺኡ ከዐርዮ ኢልካ ትሓስብ? ፈታውየይ እንተኼንካ፡ ነዞም ደቂ ከመይ ጌረ ኣብ መመስመሮም ሰጥ ኣቢለ ከም ቀደሞም ከስርሖም ይኽእል ግዳ ዘይተታሓስበኒ።”

“ኣብ'ዚ እዋን'ዚ ከም'ኡ ኣይኮንኩን ዘታሓስበካ። እቲ ቀደም መዋእለይ

ኣስራሕኒ እዩ ትብሎ ዘለኻ ኣገባብ መዓልቱ ዝሓለፎ ክኸውን ይኽእል'ዩ። ልክዕ ከም'ዚ ኣብ ሕክምና ባህላዊ ፍወሳ ንብሎ ዝነበረ፡ እዚ ከኣ 'ባህላዊ ምሕደራ' ንብሎ። ምስ ግዜ ክሰርሕን ከንዕዘካን እንተኾይኑ ግድን ብዘመናዊ ክቕየር የድልዮ ኣሎ ማለት'ዩ። ናብ'ቲ ስነ-ፍልጠታዊ መንገዲ ብኸመይ ትሰጋገርን ኣብ ህይወትካ ዘየጣዕስ ስጉምቲ ትወስድን ኣብ ዝብል እየ ከታሓስበካ ዝኽእል።"

"ኣን'ታ እንታይ ኢኻ፡ ባህላዊ'ዶ ዘመናዊ እናበልካ ትሓላልኾ ነዚ ነገር። ኣነ ይገድድ ንዓኻ ጸገመይ ዘካፍል፡ መንገዲ ቐደመይ ከለኒ ...፣"

"መንገዲ ቀደምካ ኣብ'ዚ ዘበን እዚ ከሰጉመካ ስለዘይከኣለ እኮ'ኢና ንዛረብ ዘሎና መስለኒ። ሕጂ ብዙሕ ከዋጥረካ ኣይደልን ኢየ። ሓንቲ ሕቶ ግን ክሓተካ። ውሽጢ ልብኻ ፈቲሽካ ክትምልሰለይ ይጽበ። መጻኢ ዕድል ትካልካን ሰድራኻን'ዶ የገድሰካ ዋላስ ግዝያዊ ሰብኣዊ ክብረትካ? በጃኻ ኣሕጽር ኣቢልካ ክትምልሰለይ።"

"ኣን'ታ ከም ወላዲ'ስ ይትረፍ፡ ከም ሰብ ኣቓልቦ እንተዝገብሩለይ ደኣ እንታይ ኣዛሪቡኒ ኢልካኒ? ከም'ዚ ዘለኹዎ ብዛዕባ መጻኢን ካልእን ክሓስብ ኣይክእልን እየ። ቅድም እቲ ስራሕ ዘበጋገሰሉ ነገር ክፍጠር ዘለዎ ይመስለኒ። ሽዑኡ እናሰራሕና መንገዲ ምተረኸበ።"

"ሓቦ ግበር ኣይትፍረሃያ ነዛ ሕቶ። ስራሕ ኣቋሪጽካ ደው ኢልካ'ውን መንገዲ ክርከብ ይከኣል እዩ። ኩሉኹም ተኣኪብኩም ኢሂን ምሂን ምባል እንደኣሉ ፈውሱ። ሽዑኡ ከስርሓኩም ዝኽእል ውዕልን ስምምዕን ትገብሩ። ብመሰረት ስምምዕኩም ከኣ እቲ ስራሕ ክበጋገስ ይኽእል እምበር፡ ተፋጢጥካ ጠጠው ደኣ ክሳብ መዓስ? ስምዓኒ'ንዶ እዚ ስራሕ ነሀልኩም ባዕልኹም ኣካይድዎ ኢልካ ሓደ መዓልቲ ከተዕርፍ'ከ ትሓስብ'ዶ?"

"ብሂወተይ ከለኹስ ይዓርፍ'ዶ ትብለኒ? ካብ ስረሐይ እንተቐ̈ይመ እሞ ከኣ ንሞተይ እዩ።"

"ኣሃ... ሕጂ እናተረዳኣኒ መጺኡ። ንስኻ ኑቲ ስራሕ ብዕላማ ዘይኮነስ ከም ወልፊ ሒዝካዮ ጸኒሕካ። ንውጺኢት ዘይኮነስ ንምንቅስቓሳት ጥራይ ክትርኢ ጸኒሕካ። ኑቲ ምንቅስቓስ ከም መሐለዊ ጥዕናኻ ክትጥቀመሉ ጸኒሕካ። ንደቅኻ ግና ናትካ ጥቕሚ ናይ'ቲ ስጉምቲታትካ ኣይተራእዮምን። ቀደም ብዕላማ ዝተተኽለ ትካል፡ ፈውሲ ሕማምን ሞትን ክትብል ተፍርሶ ኣለኻ ማለት'ዩ። ስለ'ዚ ንስኻ ካብ'ቲ ስራሕ ተኣሊኻ ከመይ ኢልካ ዝተረፈ ዕድሜኻ ብሓጎስ ተሕልፎ ኢና ክንሓስብ ዘሎና። ከም ዝኾነ ወልፊ ንውሰዶ።"

"ኣይጥዑይን እባ ኢኻ ወድኻ! ገና ክሰርሕ'የ ክንዲ ዝበልኩስ ወልፊ? ኣነ ገና ክሰርሕ እየ ዝደሊ፡ ንሱ ኸኣ እዩ ጥዕና ዝህበኒ። ደሓር ከኣ ሃንደበት ስራሕ ኣቋሪጸ እዚ ገዛ'ኸ መን ከካይዶ ኢልካ ትሓስብ?"

"ስራሕ ደኣ ጽቡቕ የለን'ዶ ኣይበልካዮን ባዕልኻ። ንዘይቀርዓወ ስራሕ እሞ እንታይ ክተካይደሉ። ንስኻ ጥዕናኻ ንኽሕሎ ናብ ቦታ ስራሕ ደይኮንካ ክትወፍር ዘሎካ ምንቅስቓስ ኣካላት ከተዘውትር እዩ ዘለካ። ሰብ በእምሮን ብኣካልን ምስጠዓየ እዩ ናብ ስራሕ ክወፍር ዘለዎ እምበር፡ ንኽጥዒ ኢሉ ኣይወፍርን እዩ። ብዛዕባ ስራሕኩም መን የካይዶ ዝበልካዮ ከኣ ኣይትሸገር ኑቶም ደቂ ግደፈሎም።"

"ኦይ እዚስ ዘይከውን እዩ። ኣልሜኖ ባዕለይ መሪጸ ሓደ ኣካያዲ ክገብረሎም እንተኾይኑ እምበር ...፣"

"ኣይ... እዚ'ውን ንዓኻ ኣይምልከትን እዩ። ንሓደ ሰብ ባዕልኻ ትመርጸሎም ደኣ፡ ንጽባሒቱ ኑቲ ዝመረጽካዮ ሰብ ኣይንፈልጠካን እንተበልዎ እንታይ'ዶ ትፈልጥ ኢኻ። እታ ዝበለጸት ነገር ኩሎም ተላዚቦም ንዕኡም ዝሕሾም ውሳነ ባዕላቶም ክወስዱ ምግዳፎም ኢያ። ኣይትፍራህ! ንስኻ ካብ'ናቶም ዝበለጸ ኣተሓሳስባን ኣካይዳን ከምዘሎካ ብምንታይ'ዶ ተረጋግጸ ኢኻ? ተረዲኡዮም እንተልዩ'ኸኣ ደቅኻ ለባማት እዮም። ናቶም ኣማራጺ መንገዲታት እናሃለዎም ኢዮም ንዓኻ ከም ኣቦ መጠን ትም ኢሎም ብትዕግስቲ ክዕዘቡኻ ጸኒሖም። ስለ'ዚ ንስኻ ብሰላም ንፈጣሪኻ እናመስገንካ፡ ምስ'ታ ክብርቲ በዓልቲ ቤትካ ካብ ቦታ ናብ ቦታ እናተዘዋወርካ፡ ንፋስ ምውሳድ ይቕለካ።"

"ኣታ ወዲ! ጥዑም መልሓስ ጌርካ እምበር ትቐትለኒ ኣሎኻ።"

"ኣይፋል! ኣነስ ካብ'ዚ ዝጸንሓካ እናሓደረ ዝቐትል ወልፊ ስራሕን እዚን ዝተባህለ ሕማምን ሕማቕ ሳዕቤናቱን ኣውጺኤ፡ ምንባር ጀምር እየ ዝብለካ ዘሎኹ። ደቅኻ ሓላፊ ስራሕ ዝኾኖም ኣዛዚ ዘይኮኑስ፡ ኣቦ፡ ደቂ ደቅኻ ድማ ኣቦ-ሓጎ ኢዮም ዝደልዩ ዘለዉ ኢየ ዝብለካ ዘሎኹ። ነዛ ዝብለካ ዘሎኹ ተቢዕካ ክትፍጽማ እንተኽኢልካ፡ ኣብ ልዕሌኻ ዘለዎም ኣኽብሮት ልዕሊ ኩሉ ግዜ ክረኣየካ እዩ። ሰብኣዊ ክብረትካን ትካልኩምን ዝድሕነሉ መንገዲ እየ ዝሕብረካ ዘሎኹ። በቲ ዝገበርካሎም ዓስቢ ከኣ ከሎኻን ምስ ሞትካን ከኽብሩኻ ክኑብሩ እዮም። ወድሓንካ።"



ስነ-ልቦና

# ርእሰ-ዲስፕሊን

*ሚኪኤል ኣዳም*

ሰብ ይወድቕ እዩ። ይወድቕ ጥራይ ግን ኣይኮነን ይዕወትውን እዩ። ኣብ መንነ ዓወትን ውድቀትን ዘሎ እንኮ መፈላለዩ ድማ፡ ኣርእስቲ ናይዚ ጽሑፍ እዩ። ርእሰ-ድሲፕሊን ንጸቡቕ ካብ ሕማቕ ይፈሊ። ንጸቡቕ ካብ ብሉጽ፡ ንብሉጽ ብቕዓት ካብ'ቲ ዝደናገኡ ምስልሳል ዕዮ፡ ን'ኤ' ካብ 'ሲ' . . . ወዘተ ይፈሊ። ርእሰ-ዲሲፕሊን ኣብ ኩሉ መዳይ ህይወት ኣገዳሲ እዩ። ዘይምህላው ርእሰ-ዲሲፕሊን፡ ካብ ጻዕርታት፡ ብቕዓታት፡ ኣበርክቶታት፡ ፕሮጀክትታት፡ ሸቶታትን ሰባት'ውን ከይተረፈ ጸዓት ይመጺ። ርእሰ-ዲሲፕሊን ዘይብላ ህይወት ምምራሕ ዝካኣል'ኳ እንተኾነ፡ ብሉጽ ህይወት ግን ብዘይ ርእሰ-ዲሲፕሊን ብፍጹም ዝኽበር ኣይኮነን።

ርእሰ-ዲሲፕሊን ዘለዎ ሰብ ሕገስ ህይወት ይመርሕ። ሰባት፡ ሓድሽ ስትራተጂ ክሕንጽጹ፡ ሓድሽ ኣገባብ ኣተሓሳስባ ከማዕብሉ፡ ሓደስቲ ሸቶታት ክቐምጡ ኮነ ሓድሽ ዝምድናታት ክምስርቱን ኩሉ ሳዕ ፈተነታት የካይዱ። ክዓግቡ ግን ኣይክእሉን። ባህጊ ዓወት ንኩበሲ ወከፍ ዘቐምጥዎ ሸቶ'ኳ እንተዘይጎደሎም፡ ድሕሪ ሒደት እዋን ግን፡ እቶም ዝሓንጸጽዎም መደባት ክኽንብዎም ይጅምሩ'ሞ፡ ኣብ ሸቶታቶም፡ ተወፋይነቶም፡ መደባቶም ኮነ ዝምድናታቶምን ግዳስ የጥፉኡ። ኑቲ ቀዳማይ ከይዛዘሙ ከኣ፡ ናብ ዝቕጽል ካልእ ፕሮጀክት ብምስጋር፡ ንእዋኑ ገዛእ-ርእሶም ዳግም-የሐይሉ።

ደጋጊሞም ሸቶታት የቐምጡ - እቶም ሸቶታት ኣብ ገለ እዋን ተመሳሰልቲ እዮም። ጉዕዞ ጀሚሮም፡ ኣብ ገለ ነጥቢ ብዝበጽሑ ግን ደው ይብሉ። መጽሓፍ ምጽሓፍ ይጅምሩ'ሞ፡ ኣብ መፈጸምታ እንክዩብጽሕዎ ይጥንጥንዎ። ፍቕሪ'ውን ይጅምሩ። ብዘይ ስዕ ንምፍቃር ዘኽእሎም ርእሰ-ዲሲፕሊን ስለዝጎድሎም ግን ይርሕገጥዎ። ደረትን እቲ ጠጠው ዝብልሉ ነጥቢታትን ብምቕያስ፡ ኣብ ንግዲ'ውን ይዋፈሩ። ድሒሮም ግን ኑቲ ዝሓንጸጽዎ ደረት ፈጺሞም ይርስዕዎ። ገንዘቦም ብምብኻን ድማ፡ ብዋኒኖም፡ ዝምድናታቶምን ህይወቶምን ከይተረፈ ይጣልዑ።

እቲ ዘይተርፍ ልሙድ ንጥፈት ይስዕብ። ደጊሞም ከምኡ ዝኣመሰለ ጌጋ ከምዝይፍጽሙ ቃል ብምእታው፡ ዳግማይ ሸቶታት ናብ ናይ ምስራዕ መስርሕ ይኣትዉ።

እዚ ከምዚ ዝኣመሰለ ተደጋጋሚ መስርሕ፡ ዘይጽወር ኣርዑት እዩ። እቲ ምንታይ ንዘዘጀመርካዮ ዕዮ ኣብ መዓልበኡ ስለዘይተብጽሖ፡ ኣብ ክንዲ ኀይታ መደባትካ፡ ጊላ ስለዝኾንካ።

ሓደ ለባም ከምዚ በለ። 'ጽላለ ክግለጽ እንከሎ፡ ደጋጊምካ ሓደ ዕዮ እናዓየኻ፡ ዝተፈልየ ውጽኢት ምጽባይ እዩ።' እዚ ድማ፡ ዘዘጀመርካዮ ዕዮ እናቛረጽካ፡ ብኸመይ ኣቡቲ እትሓልሞን ክትበጽሖ እትደልን ክትህሉ ትደሊ፡ ንዝብል ፈታሺ ሕቶ ብኣዘናጋዒ መልክዑ ንምቕራብ እተባህለ እዩ።

ዲሲፕሊን፡ ንዝመደብኮዮም ነገራት ንኽተተግብሮም ይሕግዘ። ኩላትና ዲሲፕሊን እንተዝህልወና'ሞ ንዝመደብናዮ ኩሉ'ውን ኣብ ግብሪ እንተንትርጉሞ፡ ንኩበስና ኣብ ካልእ ዝለዓለ ጽፍሒ ምረኽብናዮ። ቤትና፡ ሃገርናን ዓለምን ድማ ዝበለጸ ምኾና።

ርእሰ-ዲስፕሊን፡ ካብ ደገ ዝስግደድ ዘይኾነስ ምርጫ እዩ። ምስ ዲስፕሊን ዝተወልደ የልቦን። በዚ ድማ ገዛእ-ርእሱ ብዲሲፕሊን ክሃንጽ ዝደሊ ኣሎ፡ ዘይደሊ'ውን ኣሎ። በዚ ኮነ በቲ ግን ሓደ ሓቂ ኣሎ። ንሱ ኸኣ፡ ዲሲፕሊን ክንመሃሮ ከምእንኽእል እዩ። ንኽንላበሶ'ውን ዕቑር ተኽእሎ ኣሎና።

እቲ ንወርቂ ዘምጽኦ ዲሲፕሊን ብምኳኑ፡ ካብ ምህላው ወርቂ፡ ምህላው ድሲፕሊን ዝያዳ ይሕረ። ብዝዕባ ሓደ ዓዲ ወርቂ ብቐጻሊ ዝነገር ሓደ ዛንታ ኣሎ። ሓደ እዋን ሓደ ዓዲ ወርቂ፡ ወርቂ ንምርካብ ክፍሕር ጀመረ። ዕምቖት እናወሰኸ ብዝኸደ፡ እቲ ዕዮ ከበደ፡ እቲ ግዜ'ውን እናነውሐ ከደ። ኣብ መወዳእታ ተስፋ ቖሪጹ ኣቛረጸ። እቲ ዘናደዮ ዝነበረ ወርቂ ግን፡ ካብ'ቲ ዝነበሮ ዕምቖት ሒደት እመት እዩ ነይሩ! በዝን ወዲ ከምዝን ድማዩ፡ 'ዕወታት ኣየቛርጹን፡ እቶም ዘቛርጹ ድማ ኣይዕወቱን!' ዝተባህለ።

ርእሰ-ድሲፕሊን ዘውንኑ ሰባት ወፉያት እዮም። እንታይ ከምዝገብሩን ብኸመይ ከምዝገብሩን ስለዝፈልጡ ድማ፡ ኩነታት ክንዲ ዝጸንከረ እንተጸንከረ ኣንፈቶም ኣየጥፍኡን። ኣንፈትካ ምእንቲ ከይተጥፍእ ርእሰ-ድሲፕሊን ወሳኒ እዩ።

ኣብ ናይ ህይወት ቃልሲ ምእንቲ ክትዕወት ርእሰ-ዲሲፕሊን የድሊ - ኩለንትናኻ ኣብ'ቶም ክትወቕዮም ዝመደብካ ሸቶታት ናይ ምትኳር ድሲፕሊን። ኣተኩሮ ዝጎደሎ ዕዮ ክካወን ኣይክእልን እዩ። እንተተኻወነ'ውን ብሉጽነት ክህልዎ ኣይክእልን። ሰባት፡ ሽሕ ግዜ ዝኾነ ይኹን ብቕዓት ይሃልዎም ብዘየገድስ፡ ንገዛእ-ርእሶም ናብ'ቲ ዝዓይዎ ዕዮ ናይ ምትኳር ድሲፕሊን ክሳብ ዘይተላበሱ፡ ውጽኢታዊ ዕዮ ከበርክቱ ዘጸቢ ኣይኮነን።

ዲሲፕሊን ዝውንን ኣእምሮ ንክዉንነት ይምልከት። እዚ ከምዚ ዝኣመሰለ ኣእምሮ፡ ኑቲ ኣብ ባይታ ዘሎ'ምበር፡ ንዘየሎ ነገር ከምዝሎ ገይሩ ክምልከት ኣይክእልን እዩ። ከምኡ ስለዝኾነ ድማ እዩም እቶም ዲሲፕሊን ዘለዎም ሰባት፡ ኩነታቶም ንምምሕያሽ ብቐጻሊ ዝቓለሱ።

ዲሲፕሊን ዘለዎም ሰባት፡ ኑቲ ዝብልዎ ይገዓዝዎ። ንዘይገብርዎ ክንገብሮ ኢና ኣይብሉን፡ ክንገብሮ ኢና ንዝበልዎ ድማ፡ ክንዲ ዘሎተተ መስዋእቲ ይሕተት ብዘየገድስ ንምፍጻሙ ድሕር ኣይብሉን። ስርሖም ባዕሉ ኣፍ ኣውጺኡ ደኣ ይዛረብ'ምበር፡ ኣብ ዓመታዊ ገምጋም ዝካየደሎም ኣዳራሻት እንሓንሳእ ብኣዝዩ ስነጥበባዊ ሜላ ሓያል ኣዘንታዊ ብምኳን ኣይምድሩን። እተቐርቦ ጸብጻብ ንዕዮኻ ዘንጸባርቕ እንተኾይኑ፡ ሓፋሽ ኣይክዕበካን እዩ። እንተዘይኮይኑ ግን ወርደትካ ኣዚዙልካ! ድሕሪ ደጊምምበኣር፡ እቲ ውርደት ከም ሳዕቤን ቃል-ኢጋንኖና ዘይኮነስ፡ ዘይምህላው ናይ'ቲ ክቱር ህርፋን ውዳሰ ዝኣሊ ርእሰ-ድሲፕሊን ምኳኑ ኣይንዘንግዐን ግዲ ንኸውን!

"ካብ ሓፈሻዊ ኩርናዕ ኣመለኻኺታ፡ እቲ ኣብ መንነ ዕወታትን ዘይዕወታትን ሰባት ዘሎ እንኮ ፍልልይ ዲሲፕሊን እዩ። ኩላትና ደቂ ሰብ ዲሲፕሊን እንተዝህልወና ድማ፡ ዝበለጸ ናብራ ክንመርሕን ዝበለጸት ዓለም ክንሃንጽን ኣምባይምጸገመናን።"

# ባህልን ስነ-ጥበባትን

# “ዛንታ ምፍጣርን ናይ ምንባብ ተኽእሎይ ከዕብን'የ ዝጽዕር”

## ስነ-ጥበበኛ ቶማስ ኣልኣዛር

**የናስ ኣብርሃም ሓጎስ**

*ድምጻዊ ቶማስ ኣልኣዛር መልኣከ፡ ሓደ ካብ'ቶም ኣብ ሓጺር እዋን ብቅዲ ኣዘያይማኡ፡ ሕፍስ ዝበለ ቃንኡን ትሕዝቶ ግጥሙን ህቡብነት ዘጥረዩ መንእሰያት'ዩ። ብፍላይ ነታ “መኸተ ድርዕና ስራሕ ክብርና” እትብል ብድምጺ ሓፋሽን ኤሪ ቲቪን ኣብ ቅንያት ናጽነት ብተደጋጋሚ እትቃላሕ ዝነበረት ቴማ መበል 22 ዓመት ጽንበል ናጽነት እተሰነ ዜምኡ ኣብ ኣእምሮ ነፍስ ወከፍ ክትሰርጽ ክኢላ'ያ ።*

“ኪንዮ ተራ ምንባር ክትዕንብብ ክትፈሪ
ሰብ ንታሪኹ'ዩ ዝኑበር ኣብ ምድሪ
ኑበስኻ ገኒሕካ ንሓፋሽ ክትበሊ
ሰብ'ውን ትደሊ'ያ ልክዕ ከምቶም ገድሊ
ከምቲ ናይ ቀደም ከም ናይ ዓንተቦ
ገጽና ይኮላዕ ተሰፋ ይነበቦ...”

ገለ ክፋል ካብ'ታ “ከምቶም ገድሊ” ናይ ዘርእስታ ዜማ ዝተወሰደ።

ቶማስ ኣልኣዛር ዛጊት ባዕሉ ዘዜሞ ልዕሊ 16 ንኻልኦት ዝሃቦ ድማ ልዕሊ 20 ግጥምታትን ዜማታትን ኣፍርዩ ኣሎ። ምስ ገጣሚ ደራሲ ዜማን መዚቀኛን ድምጻዊ መንእሰይ ቶማስ ኣልኣዛር ዝገበርናዮ ዕላል ንንባብ ኣብቂዕናዮ ኣሎና - ሰናይ ጽንሓት።

*** እሞ ምስ ኣንበብቲ ክትላለ'ሞ ናብ ሓፈሻውን ስፍሕ ዝበለ ዕላልን ክንሰግር?**



ህጻን ቶማስ ሽልማት እናኽቀበል

- ሕራይ - ቶማስ ኣልኣዛር እበሃል።

*** ጽቡቕ!**

- ኣብ 19986'የ ኣብ ኣስመራ ከባቢ ሓዝሓዝ ተወሊደ።

*** ግርም!**

- ኣተዓባብያይ እንተኾይኑ ኣብ ሓዝሓዝ'የ ተወሊደ ዓብየ። ካብ'ቶም ካልኦት ደቂ ገዛውተይ ይኹን መተዓብይተይ ፍልይ ዝበልኩ ኣይነበርኩን። ኣብ ትምህርቲ እንተኾይኑ፡ ካብ ቀዳማይ ክሳብ ሻዱሻይ ክፍሊ ኣብ መባእታ ቤ/ት ማይ ተመናይ ተማሂረ። ናይ ማእከላይ ደረጃ ኸኣ ኣብ ቤ/ት ዋርሳይ፡ ካልኣይ ደረጃ ኸኣ ኣብ ቤ/ት ሓርነት ድሕሪኡ ናይ 12 ክፍሊ ትምህርቲ ኸኣ ኣብ ቤ/ት ዋርሳይ ይከኣሎ ሳዋ ተኸታቲለ።

*** ኣብ ትምህርቲ ከመይ ኔርካ?**

- ክቱር'ኳ እንተዘይኮነ፡ ድሓን ዝኾነ ፍቕርን ድሌትን ትምህርቲ ነይሩኒ። ብፍላይ ኣብ መባእታ መጀመርታ ናይ ማእከላይ ደርጃን ኣብ ዝነበርኩሉ ድሓን ዝኾነ ውጽኢት ኔሩኒ። ድሒሩ ግን ምኽፍፋል መጺኡ ማለት እዚ ሕጂ በጺሐዮ'ኳ ዘይኮነስ ረጊጸዮ ዘለኹ ባይታ ኣቡቲ እዋንቲ ከምዚ “ኣነ እሕሸካ ንዓይ ምረጽ” ዝብለኒ ዝነበረ ኮይኑ ይስምዓኒ (ስሓቕ) ።

*** ውጽኢት መልቀቒ ፈተና**




**ከመይ ነይሩ?**

- እቲ ውጽኢት'ኳ ክሕስወልካ ኣይደልን'የ ኣይተዓወትኩን። እቲ ኣብ'ቲ እዋን'ቲ “ኣነ እሕሸካ” ዝብለኒ ዝነበረ ስምዒት ስነ-ጥበብ ግን ኣየግድዓንን። ማለት ሕሹንስ ዓቢ'ኳ እንተዘይኮነ ገለ ንኣሽቱ ዓወታት እናመዝገብኩ ዝኸይድ ዘለኹ ኮይኑ ይስምዓኒ።

*** እዚ ናይ ስነ-ጥበብ ስምዒት ግን መኣስ ኢኻ ብዕሊ ክተለልዮ ጀሚርካ?**

- ድሕር'ቲ ኣብ መልቀቒ ፈተና ናይ 2ይ ደረጃ ኣብ ሳዋ ዝነበረ ማለትየ፡ ብምዖያ ስነ-ጥበብ ብ23 መጋቢት 2007 ናብ ዞባ ስርሒት ክልተ ማለት እዚ ምዕራብ ተመዲበ ምስ መጸእኩ'የ ብዕቱብ ክሰርሓሉ ጀሚረ።

*** ብኸመይ...**

- ኣቦኺ እዋንኺ ኣብ መልቀቒ ፈተና ዘይተዓወቱ በብኺ ዝንባሌኦምን ኣቐዲሞም ዝሰርሕሉ ዝነበሩ ሞያን ፈተናታት ይወሃብ ነይሩ። ኣነ ድማ ብሞያ ስኡጥበብ ተፈቲነየ ኣትየ።

*** እቲ ፈተና ከመይዩ ነይሩ? እንታይ ዘጠቓልልከዩ ነይሩ?**

- እቲ ፈተና ናይ ደርፊ ዝንበለ እንተሎካ ብደርፊ፡ እቲ ደርፊውን ግድን ኣይከነን ባዕልኻ ብከዝጠዎካዮ ወይ ዘዜምካዮ ክኸውን። በቲ እትፈልጦ ወይ እትመልከ ናይ ካልኡት ድጋም ደርፍታት፡ መዚቀኛ እንተኼንካ ድማ ብእትመልኮ መሳርሒ መዚቃ ካልእ'ውን ነይሩ፡ ከም ስእሊ ድራማ ድርሰት ዝኣመሰለ ፍርያት ስኡጥበብ።

*** ቅድሚኡ'ኸ?**

- ቅድሚኡ ኣብ ማእከላይ ደረጃ ኣብ ዝነበርኩሉ ድሓን ዝኾነ ናይ ክራር ምህራም ኣንፈት ስለዝነበረኒ ደርፍታት ከም ናይ በዓል ነፍ. የማነ ገብረሚካኤል ባርያ፡ እዚ ኣብ ግዘውቲ ወይ ኣደናታት ዝድረፍ ደርፍታት እናደገምኩ እለማመድ ነይረ። እዚ ግን ካብ ግዘውተይን ምስ ደቂ ግዘውተይን ዝሓልፍ ኣይነበረን።

*** ብደቂ ግዘውትኻ እንታይ ግብረ-መልሲ ትረኽበሉ ኔርካ?**

- ንስምዒታቶም ወኪለ ከምዚ'ኳ እንተዘይበልኩ ናብዚ ሕጂ ረጊጸዮ ዘለኹ ባይታ ንኽሰጉምን ክቃለስን ከም ዘለኒ ግን ዝሃገሩኒ ዝነበሩ ኮይኖ ይሰምዓኒ።

*** ካልኡት ከምዚ ናትካ ተመሳሳሊ ፈተነታት ዘካይዱ ዝነበሩ ደቂ ግዘውትኻ ነይሮምዶ?**

- ዳርጋ ክራር ዘይዓጠቐ መተዓብይቲ ኣይነበረን። ምስ ግዜ ግን ገለን ገዲፎሞ ገለን ገዲፋቶም ኣናብ ካልእ ዝንባሌታቶም ኣምሪሖም። (ሰሓቕ) ዘይርስዖም ከም ኢሳቕ፡ ተስፋልደት ወዲ ሃብቱ፡ ሮቤል ቻሩ፡ ዝበሃሉ መተዓብይተይ ግን ክሳብዚ እዋንዚ ካብዚ ሞያ ኣይረሓቑን።

*** ናብኻ ክምለስ?**

- ሕልፊ ካልእ መንፈዓት ኣይነበረንን። ምናልባት ግን ናብኡ ኣብል ስለዝነበለኒዩ ዝኸውን።

*** ንፈለማ እዋን ማይክሮፎን ሒዝካ ኣብ መድረኽ ዝተቐልቀልካሉ ህሞት ከመይ ትዝክሮ?**

- ረሲዐልካምበር ኣብ ካልኣይ ደረጃ ቤ/ት ሓርነት ከለና፡ ኣቦቲ ብዝምሰት



ዝወሃብ ዝነበረ ትምህርቲ ዝቐመት ጉጅለ ባህሊ ኣባልየ ነይረ፡ ኣብቲ እዋንዚ 'ሽኣየ ንመጀመርታ እዋን ማይክሮፎን ሒዘ ናብ መድረኽ ደይበ። እታ ህሞት ከመይ ነይራ ንዝበልካያ ግን ፈሪሐ ደየ ሓፊረ ደየ ብዙሕ ኣይዝክሮንየ፡ ምኽንያቱ ኣብቲ እዋንቲ መድረኽ ንዓይ ሓደሽ ምስ ምዃኑ ደይብኮ ትኾኖ ብዙሕ ደርድኣኒ ኣይነበረን።

*** በዚ ትብለኒ ዘለኻ እንተኾይኑ ዋላውን ንመጀመርታ ግዜኻ ይኹኑ ናብ መድረኽ ክትድይብ ከሎኻ ፍሉይ ዝተሰምዓካ ነገር ኣይነበረን ማለትዩ?**

- ከምኡ ማለት ድዩ? (ሰሓቕ) ብሓጺሩ ዝፍለጠኒ ነገር ኣይነበረን። ምኽንያቱ ኣቦቲ እዋንቲ ኣፍልጦ ስለ ዘይነበረኒ። ኣብ መደረኽ ክትፈርህ ከምዝይብልካ እንተዝፈልጥ፡ ከም ዝፈራህኩን ከምዝይፈረህኩን ምትረድኣኒ። ክትሓፍር ከም ዘይብኻውን እንተዝፈልጥ ከም ዝሓፈርኩን ከምዝይሓፈርኩን ምተረድኣኒ።

*** ከም ናይ መጀመርታ ተሞክሮኻ መጠን ብዘዓዘብኩ ዝረኸብካዮ ግብረ-መልሲ ከመይ ነይሩ?**

- ኣገዳ ዘተኣብዕዩ ነይሩ። ልዕሊ ኹሉ ግን ክቕጽልን ክጸቕጠሉን ከም ዘለኒ ብዙሓት ተላብዮምኒ።

*** ድሕሪኡ'ኸ ከመይ ቀጺልካ?**

- ድሕሪኡስ ኣብ ትምህርቲ ስለ ዝነበርኩ ብዙሕ ይጸቕጠሉ ኣይነበርኩን። ስለ'ቲ ናይ ውሽጢ ስምዒት ግን ኢጋጣሚ ኣብ ዝረኸብኩሉ እዋን እደርፍ ነይረ።

*** ኢጋጣሚታት ክትብል ከሎኻ?**

- ከም መርዓን ካልእ ኢጋጣሚታትን ማለትዩ።

*** ጌና ቤታ ኣብ ግዘውትኻም ክራር ሀ ኢልካ ዝጀመርካሉ ማለት ድዩ?**

- እወ። ክሳብቲ እዋንቲ ዝመለኽክዎ ካልእ ዓይነት መሳርሒ መዚቃ ይኹን ባዕለይ ዝደረስክዎ ግጥሚ ወይ ዜማ ኣይነበረን።

*** ክሳብ ኣየናይ እዋን ማለትዩ?**

- ክሳብ 2005።

*** ካብ መእስ ድኣ ናትካ ዜማ ይኹን ግጥሚ ክትጽሉ ጀሚርካ?**

- እቲ ስቕ ኢልካ ከም ዝመጸልካ ምጽሓፍ ነይሩ እንደዩ፡ ንዕኡ ግን ከም ግጥሚ ወሲድካ ግጥሚ ዝጀመርኩሉ እዋን 'ሽዑዩ ክብል ግን የሸክፈኒዩ። ንኑበሰይ ከም ግጣማይ ወይ ዚሞዋይ ክፈልጠሉ ዝጀመርኩሉ እዋን ግን ኣብዚ ቀረባ ሓሙሽተ ሽዱሽተ ዓመታትዩ፡ ድሕሪታ ምስ ህዝቢ ዘላለየትኒ "ደሊና ጓለይ" ኣትብል ደርፊ ማለትዩ።

*** እስከ ብዛዕባዛ ደርፊ እዕልለና መበገሲኣ እንታይዩ?**

- መበገሲኣ ናይ ሓደ ብቐረባ ዝፈልጦ ሰብ ፍጻሜ ኮይኑ ምናልባት ኣብቲ ሓቀኛ ዛንታ፡ ስምዒት ንኽህልዋ ግን ገለ ናተይ ምትእትታው ፈጢሬላ ነይሩ። ንኣብኡት ኣደ ደሊና ብህይወት ዘይምህላውን ካልእን።

*** እቲ ግጥሚ ይኹን ዜማ ናትካ ድዩ?**

- ግጥማን ዜምኣን ናተይያ።

*** ከም ናይ መጀመርታ ተሞክሮኻ መጠን ከመይ ትግምግሞ? ብሰባትከ እንታይ ግብረ-መልሲ ረኺብካሉ?**

- ግደ ሓቂ ክሳብ ክንድኡ ተሰማዕነትን ተቐባልነትን ክህልዋዩ ኢለ ኣይሓሰብኩን። ኣብዚ ሕጂ እዋን ኮይነ ክግምግሞ እንተኾይነ ግን ምናልባት ኣብቲ እዋንቲ ንዓይ ኣብ ትሕዝቶ ማለት ኣብ ግጥሚ ይኹን ኣብ ዜማኣ እኽልቲ ክትከውን ትኽእል ነይራያ። ምስ ግዜን ምስ ስዒቡ ዝመጸ ስራሓተይን ኣዛሚደ ግን ትፎኽሰኒያ። ከም ናይ መጀመርታ ስርሐይ ግን ኣይጸልእኣን። እንተተ ብወገን ሰባት ዝበልካዮ 'ሽኣ ብዙሕ ምትብባዕት ረኺበላየ። ኣብዚ ከይጠቐስክዎ ክሓልፍ ዘይደሊ መዚቀኛ ቶማስ መድኻኔ ኣብቲ እዋንቲን ድሕሪኡን ንዝነበረለይ ምትሕብባር ንእግረ መገደይ ኣመስግኖ።

*** እንታይዩ ተሓቢሩካ?**

- ኣብ 2007 ኣቦቲ ኣቐዲመ ዝጠቐስኩዋ ጉጅለ ባህሊ ምዕራባዊ እዚ ተመዲበ ምስ መጻእኩ ሓደን ዓቢን መዚቀኛ ናይ'ታ




ጉጅለ ባህሊ ኮይኑዩ ጸኒሑኒ። ንሱ ኣዛ "ደሊና" እትብል ናይ መጀመርታ ስርሐይ ብናቱ ምትብባዕን ክሳብ ብዘይ ዝኾነ ወጻኢ ኣብ ናቱ ስቱድዮ ከም እትምላእ ገይሩ። ክሳብ ሕጂ'ውን ሓገዙ ኣይተፈልየንን።

*** ናብ ግጥሚ ክመልሰካ ግጥሚ መዓዝ ኢኻ ክትፈታትን ጀሚርካ?**

- ዝኣኸልኩ ገጣማይ'ኳ ኣይኮንኩን። ብሓጺሩ ሕጂ'ውን እፈታትንየ ዘለኹ።

*** ናይ ትሕትና መልሲ ደዩ ወይስ ቃል ዓለም?**

- ኣይኮነን! ኣነ ንኮበሰይ ከምኡ'የ ዝገምግማ።

*** ኣነ ግን ናይ ምፍትታን ግዜ ኣብቂዑስ ብትሕዝቶኡ ምዕቡል ዝበለ ግጥምታት ኣለካ ኢለየ ዝኣምን፣ ብወገንካ እንታይ ትብል?**

- እምባእ! (ሰሓኽ) ማለተይሲ ቡቲ ናይ ውሽጢ ስምዒታተይ ይኸዶ ስለዘለኹ'የ። ከመይ እንተኢልካኒ ክሳብ ሕጂ ከምቲ ዝደልየን ዝሓስቦን ኣይመጽኣለይን ዘሎ። ኣይጽሕፍን ኣለኹ ክብል ኣይክእልን'የ፡ እቲ ዝጽሕፎ ዘለኹ ግን ንሰማዓይ እንድዒ፣ ንዓይ ግን ኣይኣኸለንን።

*** ከመይ ማለትካ'ዩ?**

- ከመይ ምኳኑ ክነግረካ ዝኽእል ነይረ እንተዝኸውን ድኣ ካብ ክነግረካ ክጽሕፎ ምቐለለኒ።

*** ቀድሚ ንዜማ ዝኸውን ግጥሚ ምድላውካ ዝኾነ ዓይነት ግጥሚ ትገጥምዶ ነይርካ? ዋላ'ውን ንእሽቶ ከለኻ?**

- ክገርመካ ዋላ ሕጂ'ውን'የ በይኑ ግጥሚ ዘይጽሕፍ።

*** ንኣብነት ኣብ ምዕጻው ቤት ትምህርቲ ወይ'ውን ኣብ ሞንጎ ተመሃሮ ንውድድር ኢልካ ዝግበር ኣብ ከምዚ ዝኣመሰለ ኣጋጣሚታት ተሳቲፍካ ኣይትፈልጥን ማለት ድዩ?**

- ፍጹም!

*** ካብ ገጠምቲ ጽልዋ ኣሕዲሩለይ ኢልካ እትጠቕሶ ኣሎዶ?**

- እወ! ካብ ናይ ነፍስወከፍ ስም ምዝርዛር ብሓጺሩ ዳርጋ ብህይወት ዘለዉን ዝሓለፉን ብርክት ዝበሉ ጽልዋ ዘሕደሩለይ ኣለዉ።

*** እታ ናይ ፈለማ ኣልበምካ መኣስ ኢኻ ዘርጊሕካያ? መለለዩኣኽ እንታይ ዝበልዩ? ክንደይ ዜማታትከ ዝሓቖፈት'ያ?**

- ኣብ ወርሒ መጋቢት 2011 ዝዘርጋሕክዋ ኮይና "ኣይንኮራረፅ" ዝርእሰታ'ያ። ብድምር ከኣ 11 ናይ ፍቕራዊ ደርፍታት ዝሓቖፈት'ያ።

*** ግጥምን ዜማን ብሙሉኡ ናትካ ድዩ ወይስ....?**

- ካብ'ዘን ዓሰርተ ሓደ ደርፍታት ዓሰርተ ዜማን ሸሞንተ ግጥምን ባዕለይ ዘዳለኹዎ ክኸውን ከሎ፡ እተን ዝተረፋ ሰለስተ ሓንቲ ካብኣተን ብቛንቋ ትግረ ኮይና፡ ግጥማን ዜምኣን ስነ-ጥበበኛ ኣሕመድ ወዲ ዓፉ'ዩ ኣዳልይዋ። ብዘይካ'ዚ ናይ ስነ-ጥበበኛታት ተመስገን ተወልደን ተስፋኣለም ተስፋይን ሓሓደ ግጥሚ ኣለዋ። በዚ ኣጋጣሚ ኸኣ ከመስግኖም እፈቱ።

*** ገለ ካብ'ተን ደርፍታት ንመዘኻኸሪ ክትጠቕሰልና?**

- "ኣይንኮራረፅ"፡ "ሂለው ምቅርቲ"፡ "ፌሩዛ"፡ "እመንኒ"፡ "ወረ ወረ"፡ "ደሊና ኃለይ 2ይቲ"፡ "ዕንባባ መስከረም"፡ "ኣርያም"፡ "እግል ሚት ኣትማገሩ"፡ "መን ይፈልጣ"፡ "እንተ ተመሊስኪ"፡ ዝብላ'የን። ከይተፈለጠኒ ኩለን'የ ጠቒሰልካ መስለኒ (ሰሓኽ)።

***ሓንቲ ካብ'ዘን ህቡባት ደርፍታትካ እዛ "ፌሩዛ" እትብል'ያ። እስከ ቁሩብ ካብ'ታ ግጥማ ጥቕሰልናሞ ናብ መበገሲኣ ክንሓልፍ?**

"ሓንሳብ'ባ ኣይትተሃወኺ፡
እግሪ ኩተክል ክደላደል - ተጸበይኒ፡
ከም ሰብ'ኳ ዝተኸደንናዮ ኣቲ ዘይቀየርና፡
ናብራ ሓዳር ንኽእሎ'ዶ ከምዚ ኢልና፡
ንወጾዲና - ንኽእሎዲና ሓብተይ ከምዚ ኢልና?
ዕድል ሃብኒ እንተኣሚንኪ፡
እምነት እንተሎ ነብሪ'ዩ ፍቕሪ - ተጸበዩኒ....."

*** መበገሲ ናይ'ዛ ደርፊ እንታይ'ዩ?**

- ዋላ ሓንቲ መበገሲ የብላን፡ ፈጠራ'ያ። ግን ዋላ'ኳ ፈጠራ ይኹን ኣብ ባይታ ክህሉን ወይ'ውን ኪጋጥም ይኽእል'ዩ ዝበልኩዎ'የ ዛንታ ዝፈጥር።

*** መልእኽታ'ኸ?**

- እዛ ደርፊ ዋላ'ኳ ብዛዕባ ሓዳር ተተኩራ፡ ከም ሰብ ኣብ ህይወትካ ዝኾነ እትኣትዎ ነገር፡ ወይ ድማ ንእትሓስቦ ህድኣ ኢልካን ኣስተውዒልካን ክትጉብሮ ከለኻ ከዐውተካ ግድን'ዩ። እሞ ኸኣ ሓዳር ሓደ ዓቢ ጸር! ከቢድ ሓላፍነት ዘሰክም፡ ምኽኣ ኣይትምኻዎ ካብ ንእስነት ዝኾልፍ፡ ከየብዝሓልካ ደኣ'ምበር፡ ሓዳር ብቑጠባዊ መለክዒ ጥራይ ዝምዘን ከም ዘይኮነን ካልእ ክግበር ዘለዎ ምድላዋት ከም ዘሎ ፈሊጡ፣ ንዕኡ ክሳብ ዞማልኡ ብዓቕሊ ክጸንሑ ከም ዘለዎ'ዩ ዝላበዋ ወይ ዝመኽራ።

*** ናብ ድምጽኻ ክንሰግር ቶማስ፣ ድምጽኻ ሕፍስ ዝበለ'ዩ። ምስ ዕድመኻ ብምንጽጻር'ውን ልዕሊ ዕድመኻ ትመስል ብዛዕባ'ዚ እንታይ ትብል?**

- ሕጂ ድኣ ዓብየ እንደየ! (ሰሓኽ) ብዝኾነ እዛ ሕቶ ብዙሕ ሰብ'ዩ ዝብላ። ኣጋጣሚ'ውን ቅድሚ ሰለስተ ዓመት ኣቢሉ ኣባል ድምጺ ኣሜሪካ (V.O.A) ፕሮግራም ትግርኛ ጋዜጠኛ ተወልደ ወ/ጉብረኤል ሓጺር ዕላል ኣብ ዝገበርናሉ ኣዛ ሕቶ እዩ ጠቒሱለይ። ብዝኾነ ኣነ ኮነ ኢለ ዘምጻእክዎ ክሳብ ዘይኮነ ከምዚ'ዩ ክብል ይኹብደኒ'ዩ።

*** ብወገንካ'ኸ ተስተውዕለሉ'ዶ?**

- ናተይ ግዲ ኮይኑስ ብዙሕ ኣየስተውዕለሉን'የ። ኣብ ልዕሊኡ ክውሰኸሉ ኢለ ዝፍትኖ ገለ ጽባቐታት ግን ይርድኣኒ'ዩ።

*** ብዘይ ቃል ዓለም ድምጽኻ ፍሉይ መለለዪኻ ኮይኑ'ሎ፣ እዚ ንጉዳእ ርእሱ ከም ብልጫዶ ትወስዶ?**

- ከምኡ ክኸውን እብህግ ነይረ'የ። እንድሕር ኮይኑ ኸኣ ከም ብልጫ'ዩ እምበር እንታይ ድኣ...(ሰሓኽ) ።

*** ኣብ ድምጺ ጥራይ'ውን ዘይኮነ ኣብ መሳርሒታት መዚቃ'ውን ተመሳሳሊ ፍሉይነት ዘሎ ይመስል ብፍላይ ኣብ ኣጀማምራ?**

- ብዙሕ ፍሉይነት'ኳ ኣሎ ኣይብልን'የ፡ ግን ኣብ ኣጀማምራ ነታ ብልምዲ ዝጸንሓትና ሓንቲ ህርመት ከበሮ ኣብ ጓይላ ገለ መለሳ እንተኸኣ ኢለ ዘእትዎ'ዩ። ክገርመካ ካብ ኣብ ዓድና ዘለዉ ህርመታት ከይወጸእኩ ንኣብነት ናይ ኩናማ፡ ሰይራ (ሕዳርብ) ብቕድሚት ኣድላይነቱ ርእየ ኣብ ሞንጎ እናእተኹ'የ ዝጥቀመሉ። ምናልባት ግን ክሳብ ክንድኡ ፍሉይነት ሃልይዎ እንተኾይኑ፡ ፍሉይነቱ መሳርሒታት መዚቃ ስለ ዘየብዝሕኩ'ዩ ዝኸውን እብል።

*** ከምዚ ዓይነት ቅዲ ንስኻ ትጀምሮ ዘለኻ ደዩ ወይስ ቅድሜኻ'ውን ዝፈታተኑ ነይሮም?**

- ዋእ! ዋእ! ኣይፋሉን! ርሑቕ ከይከድና ዝበዝሐ ናይ ቀደም ደርፍታት ሃገርና ክሳብ ክንድ'ቲ ምጭቕጫቕ ኣይነበሮን። ኣባህላይ እንተተረዲኤካኒ ከበሮ ጥራይ እናሃረምካ'ውን ክትደርፍ ከም እትኽእል'የ ዝፈልጥ።

*** ከም ናይ መጀመርያ ተሞክሮኻ መጠን ነዚ ናይ መጀመርያኻ ዝኾነት ኣልበም ኩነዳሉ ዘጋጠመካዮ ጸገም እንታይ ይመስል? ክንደይ ግዜኸ ወሲዱልካ?**

- እወ ከም ናይ መጀመርያ ተሞክሮይ መጠን ጸገም ክኣተኒ ባህርያዊ'ዩ። ኣቡቲ እዋን'ቲ ቅድሚ ኣልበም ምሕታመይ ኣብ ዝተፈላለየ እዋን ሰለስተ ንጽል ደርፍታት ዘርጊሐ ነይረ'የ። ድሓን ተቐባልነት ስለዝረኸብ ብእኡን ጥራይ ተተባቢዐ'የ ናብ ምድላው ኣልበም ኣትየ። እዚ ክብለካ ከለኹ ግን ኣልበም ንምሕታም እኹል ተሞክሮ ነይሩኒ ማለት ኣይኮነን። ስለዝኾነ ኸኣ ንኽሰርሓ ዝያዳ ጸዕሪ'ዩ ሓቲቱኒ። እቲ ጽቡቕ ነገሩ ግን ካብ'ታ ኣልቡም እናተመሃርኩ እሰርሓ ምንባረይ'ዩ። ግጥሚ ናይ ምጽሓፍ ተኽእሎይ ሽዑ'የ ኣዕቢየ። እቲ ባዕልኻ መዚቃ ናይ ምጽዋት ድፍረት'ውን ሽዑ'የ ኣጥርየዮ።

*** እንታይ ዓይነት መሳርሒ መዚቃ'ዩ?**

- ምሉእ ብምሉእ እጻውቶ'የ ምባል'ኳ ቁሩብ ዘሰክፍ እንተኾነ፡ ብሓፈሻ ናይ'ታ ኣልቡም ኪብሮድን ክራርን ባዕለይ'የ ከምፖዝ ጌረዮ። እቲ ካልእ ድማ ማቴዎስ ሓልኣብ (በይዝ ጊታር) ማጆርን መሓሪ (ዘውዛዋ)ን ድማ ዋጣ ተጻዊቶምለይ። በዚ ኣጋጣሚ ድማ ኣመስግኖም።

*** ቅድሚኡ'ኸ መሳርሒታት መዚቃ ትፈታትኖዶ ነይርካ?**

- ቅድሚኡ ዋላ'ውን ክሳብ ሕጂ ዳርጋ ኢደይ ይኹን ኣይኹን ኣብ ዘይትኣትዎ የብላን። እቲ ፍጹምነት ንምምጻእ ድማ እጽዕር ኣለኹ።

*** እንታይ ዓይነት መሳርሒታት መዚቃ ማለትካ'ዩ?**

- እዘን ዝጠቐስልካ መሳርሒታት መዚቃ ግን ዝፍትነን'ምበር ዝመልከን ከም ዘይኮንኩ ኣቐዲመ ክሕብረካ ባህ ይብለኒ። ክራር፡ ኦርጋን፡ ላይፍ ድራም፡ ሊድ፡ በይዝ ጊታር፡ ዋጣ።

*** ዳርጋ ርእስኻ ዝኸኣልካ ባንድ ኮይንካ … ከምዚ ዓይነት ዝተፈላለየ መሳርሒታት መዚቃ ክትጻወት ምኽኣል ግን ክሳብ ክንደይ ሓጋዚ'ዩ ንሞያኻ?**

- ቅድሚኡ ክትጥንቀቐሉ ዘለካ ነገር፡ እቲ እተድምዓሉ ኩተለሊ ኣሎካ። ምኽንያቱ ካብ ኩሉ ሓዲግ ምትራፍ'ውን ኣሎ። ስለዚ ኣነ ልዕሊ'ቲ ምድራፍ፡ ምግጣምን ምዝያምን ኣይሰርሖን'የ። እንተ'ታ ርእስኻ ዝኸኣልካ ባንድ ኮይንካ ዝበልካዮ ግን ኣናውንሰር ተረፉዋ? (ሰሓቕ)።

*** ናብ'ታ ኣልቡምካ ክንምለስ ብዓቢኡ ከም መለለዪት ናይታ ኣልቡምካ'ውን ሰሚ'ኺያ ዘለኻ ኣይንኩራራዕ እትብል'ያ።**

"በጺሑኒ ትማል ንሓውኺ ኣብ ገዛ፡
ብስመይ ጸዊዕክዮ ፍቕሪዶ ዋዛ፡
ነጊረናኒ'የን ሓሊፉ ምስ በላኺ መሓዙትኪ፡
ክትጽበዪ ንዓይ ምህሮ ከም ዝቦኸርኪ።
ኣብ በይንኺ ግን ኣይኮነን፡
ንኽገርመኪ ዋላ'ውን እናተረኣኣና፡
ረጊጸኪ እንተሓለፍኩ ኣብ ጎደና፡
ከምኡ ኣይኮነን እቲ ውሽጠይ፡
ንሱ ኣይኮነን እቲ ሓቂ፡
እንቋዕ ኣይትርእዩኒ ዝኾና ብድሕሬኺ....."

እናበለት'ያ ትቕጽል።

*** እሸክ ብዛዕባ እዛ ደርፊ ኣዕለልና። እቲ ኩርዓት ትብሎ ኣበይ'ዩ ዝመጽእ?**

- ልዕሊ'ቲ እታ ደርፊ ሓቑፋቶ ዘላ ትሕዝቶ ግጥሚ'ኳ ብዙሕ ዝበሃል የለን። ግልጽቲ ኮይና'ያ እትስምዓኒ። ብሓጺሩ ግን ድሌታትካ ካብ ካልእ ሰብ ክትጽበዮም ከም ዘይብልካ፡ ንድሌታትካ ኣተግባብርን ገላጽን ንስኻ ጥራይ ምኻንካን ካልእን እተንጸባርቕ ኮይኑ እስምዓኒ።

*** ድሕሪ እታ ናይ መጀመርታ ኣልበምካ ከመይ ቀጺልካ?**

- ኣብ 2010 ዝኸሪ መዓልቲ ሰማእታት "ሕሩይ" እትብል ደርፊ ኣዳልየ ድሕሪኡ ኣብ ዝሰዓበ ሃገራዊ ፈስቲቫል ኤርትራ 2010 መተባብዒ ረኺበላ።

*** ካልእከ?**

- ኣብ ወርቃዊ ኢዮቤልዩ ምጅማር ብረታዊ ቃልሲ ኸኣ "ገዛኻዩ ጥዑም" እትብል ደርፊ ኣብ ሲነማ ሮማ ኣቕሪበ። ከምኡ'ውን ኣብ 2012 መበል 21 ዓመት ጽንብል ናጽነት "ኣእሚሩኒ እንደዩ" ዝርእስታ ደርፊ፡ ብዘይካዚ ኸኣ ኣብ መበል 22 ዓመት ጽንብል ናጽነት "ከም'ቶም ገድሊ" ዝርእስታ ደርፊ'ውን ኣቕሪበ።

*** እሸክ ነዘን ጠቒስካየን ዘሎኻ ደርፍታት በብሓደ ክንርእየን፤ ቢታ "ገዛኻዩ ጥዑም" ዝርእስታ ክንጀምር እንታይ'ዩ ትሕዝቶ ናይዛ ደርፊ?**



-“ንጸገም ጸገምዩ እንተልካዮ ኢኻ ትጸገም:
ኣብ ህይወት ፈተናሎ ክዕወተሉ'የ በል:
ዝሓሰብካዮ ሎሚ እንተዘይሰለጠ:
ዕድልካ ኣይድፈንንዩ ፤ ግዜ'ዩ እንተመጠጠ።
ኣብ ህይወት ኣብ ናይ ምንባር ጉዕዞ
ኣብ ናይ ምንባር ቃልሲ:
ግድን'ዩ ክህሉ መስገደል:
ግድን'ዩ ንዕኡ ክትጋደል።
ንኑብስኻ እወ ነዛ ኑብሲ:
ክዕወት'የ ጥራይ ኢልካ የእምናምበር
ሕድሪ ኣሎኒ ኣብ ዝባነይ ምስ ሕልናይ
ኣይትብኣሲ:
ነዛ ገዲፍክኒ ጽባሕ ከተላግሲ:
እንክዓርብ መሬት እንክመሲ:
ንዒ ምሳይ ተቓለሲ በላ ንኑብሲ።
ኣብ ዝባን እዛ ገረብ:
ክንዲ ዝተሓዝለ:
ጸሓይ ወቒዑኒ
ኢሉ እንተገደፋ
እንተወረደ ቆጽሊ
ከመይ ኢሉ ክጥዕም
ጸሓይ ከዶ 'ትምሕሮ
ዘዝሓለፈ'ኳ ይጥሕሮ።
ምስ ሰብካ'ዩ ጥዑም
ገዛኻ'ዩ ማሙቕ - ዋላ እንተጠመኻ
ካልእ ይትረፍ ትሕንቅቕ........”

- ትሕዝቶ ናይ'ዛ ደርፌ እንተኾይኑ፡ ሰባት ከም'ቲ እንሓስቦ ወይ እቲ እንሓስቦ ከም ዚጋጥመና እምነት ኣሎኒ። ነገራት ነፋኹሶምን ነኣብዶምን ባዕላትና ኢና። ከቢድ ዝበሃል ነገር የለን ማለተይ ዘይኮነ ንዕኡ ናይ ምፍኳስ ዓቕሚ ግን ንማንም ሰብ ተዓዲሉዎ'ዩ። ንሱ እንታይ'ዩ ኣብ ኣረኣእያኻዩ ዝምርኮስ፡ ካልእስ ይትረፍ ኣካቢድካ ዘይምርኣይ። ከም'ቲ ኣብ'ቲ ግጥሚ ናይዛ ደርፌ ተጠቒሱ ዘሎ ፡ ከም ሰብ ሓደ ቡዳሂ ዝኾነ ነገር'ሞ የጋጥምካ ፡ መጀመርያ ምእማን ወይ ምቕባል፡ እዚ ከይገበርካ ቅድሚ ንዕኡ ፍታሕ ክተናዲ ምሕሳብ ከም ዝተጸገምካ ንርእስኻ እንተእሚንካ ንዓኻ ጸገምዩ። ድሕሪ'ቲ ምእማን ወይ ምቕባል ኢልናዮ ዘሎና፡ ፍታሕ ናይ ምርካብ ተብግሶ ካብ'ታ ዝወሰድካላ ደቒቕ ድሮ ገለ ነገር ኣቃሊልካ ኣሎኻ። ምብጋስ ፍርቂ ምዕማም ስለዝኾነ ድማ ጸገምካ ኣቃሊልካ ኣሎኻ፡ ድሒርካ'ውን ጸገምካ ቀንጢጥካ ኣሎኻ፡ ስለዚ ጸገም ጸገምዩ እንተልካዮ ኢኻ ትጸገም።

*** ምስ ዕድሜኻን ሓጸር ተሞኩሮ ኣብዚ ዓውዲን ብምንጽጻር፡ ብፍላይ'ኳ እቲ ግጥምታት ዜማታትካ እምበርዶ ባዕሉዩ ዘዳልዎ ዝብል ሕቶ ይመላለሰኒ ነይሩ። ካብዚ ሕጂ እተዕልለኒ ዘሎኻ ግን ብቐሊሉ ክኣምንን ክረጋግጽን ኣኽኢሉኒ ኣሎ'ሞ ብወገንካ'ኸ ብዛዕባዚ እንታይ ትብል?**



- OK! (ሰሓቕ) እዚ ስምዒታት ኣባኻ ጥራይ ኣይኮነን። ኣብ ሰብ ጥራይ'ውን ኣይኮነን። ዋላ'ውን ንዓይ'ዩ ዝገርመኒ። ምኽንያቱ ኣብ ግጥሚ ወይ ድማ ኣብ ሕግታት ግጥሚ እኹል ኣፍልጦ የብለይን። ግጥሚ እንታይ'ዩ ኢልካ እንተትሓተኒ'ውን ክምልሰልካ መጸገመኒ። ልዕሊ ዝኾነ ዝጥቀመሉ ዛንታ ምፍጣርን እዋን ናይ ምንባብ ተኽእሎይ ከዕብዮ'የ ዝጽዕር። ልዕሊ ዓቕመይ ድኣ እብል ከይህሉ'ምበር፡ ዝፈጥሮም ዛንታታት ፍጻሜታት ከይኖም ካብ'ቲ ከባቢያይ ወይ ካብ'ቲ ሕብረተ ሰብ ካብ'ቲ ልምድታቱን ባህልታቱን ከይወጻእኩ ክስድቆምየ ዝመርጽ። ካልእስ ይትረፍ እቲ ካብኡ ዘይምውጻእ ንተሰማዕነት ክሕግዝ ስለዝኽእል። ከም'ቲ እቲ ዝፈጠርካዮ ዛንታ ከኣ ካብ'ቲ ሕብረተሰብ ክሳብ ዘይወጻእካ ፡ ከምኡ ፍጻሜታት ኣብ ዝተፈላለዩ ሰባት ዘጋጠመ ትረኽብ ወይ ትሰምዕ ኢኻ።

*** ኣብ ፍቕራዊ መዳይከ?**

- ፍቕሪ እንተልዒልና ከኣ ኩሉ ዝኣምነሉን ዝደልዮን ሰናይ ነገር ክሳብ ዝኾነ፡ ፍቕሪ ኣልዒልካ ተጉዳእቲ ዝኾኑ ቃላት ዘይምጥቃም እመርጽ። ንኣብነት ኣብ ደርፌ ኣፍቃሪት ዝበረት'ሞ ገዲፋትካ ንዝኸደት፡ ካብ “ኪዲ በሊ” “ብቐደሙስ ዘይኣነየምበር ንስኺ ድኣ....” “ኢሎምኒ ነይሮም እንደዮም”.....ካልእን ዝዓይነቱ ሃሰይቲ ቃላት ካብ ምጥቃም ንዓኣ ሰናይ ተመኒኻ ክትዛዝም ይምረጽ። ምኽንያቱ ናይ ፍቕሪ ደርፊ'ያ ኢልካ ኢኻ ናብ ህዝቢ ትዝርግሓ ዘለኻ። ፍቕሪ ኸኣ ከም'ቲ ኣቐዲምና ዝበልናዮ እዩ። ብዓቢኡ ስኡ-ጥበበኛ ካብ ኮንካ መምህር ወይ መራሒ ምኳንካ ዘይምዝንጋዕ! ውልቃዊ ህይወትካ ንዓኻዩ። ናይ በይንኻ ክሳብ ዝኾነ ከምኡ ንዝገበረትካ ኣብ በይንኻ ዋላ'ውን ሒዝካ ናይ ምጽፋዕ ተኽእሎ ክህልወካ ይኽእል'ዩ። ስነ-ጥበብ ግን ብናይ ካልእ ስምዒታትካ ተደሪኽካ ተሃንካ እተውጽኣሉ ኣይኮነን።

*** ውሓዚ ዝዓይነቱ ግጥሚ ኢኻ እትጥቀም። ስለምንታይ ኢኻ ነዚ ቅዲ ትመርጽ?**

- ኑቲ ቅድሚ ምጽሓፍ ምጅማረይ ኣብ ርእሰይ ወዲኣዮ ንዘጸናሕኩ ዛንታ ንኸይቆርጽ ኢለ ዝገበርዎ'ዩ።

*** መጻሕፍቲ ተንብብዶ?**

- እወ፡ ድሓን ዝኾነ ናይ ምንባብ ልምዲ ኣሎኒ። ብዝያዳ ግን ኣብ ናይ ማሕበራዊን ስነ-ልቦናዊን ዘተኩሩ መጻሕፍቲ'የ ዘንብብ።

*** ባዕልኻ እትምህዞ ዜማታት መኣስዩ ዝመጸካ? ኣጋጣሚ ደዩ ወይስ ከውጽእ ኣለኒ ኢልካ ኢኻ?**

- ኣጋጣሚ ክኸውን ኣይክእልን'ዩ። ከውጽእ'የ ኢልካ'ውን ኣይከውንን'ዩ።

*** ከመይ ድኣ'ዩ?**

- ኣነ ኣብ'ቲ ሞያ ኣለኹ። እቲ ሞያ ዝሓተካ ነገር እንተሎ ንስኻ ምስኡ ወይ ንሱ ምሳኻ ምህላው'ዩ። ዘይሓሰብክዎ ዱብ ኢሉ ዝመጸኒ የለን። ኩሉ ግዜ ኣብ ሓሳብ ኣለኹ። እቲ ሓሳብ ኣብ ዝተወድኣሉ ከኣ እቲ ስራሕ ይውለድ።

*** ንኻልኦት ዝሃብካዮም ዜማታት ይኹን ግጥምታት ኣለዉዶ?**

- እወ። ከባቢ ዕስራ ዝኾና ግጥምን ዜማን ዝሃብክዎም ኣለዉ።

*** ንኣብነት?**

- ድምጻዊ ተስፋልደት መስፍን (ወዲ መስፍን) “ኣብ ገዛውትና”፡ (ዜማ) “ሰብ ኣይከውንን'ዩ” (ዜማ) ንሳምሶን ወዲ ቀሺ “ሊድያ” (ጥምን ዜማን)፡ ንዳንኤል ብርሃነ “ቢቃ” (ግጥምን ዜማን)፡ “የቕልለልኪ” (ዜማ) ንፊልሞን ኣብርሃም “እቲ ቀደም” (ግጥምን ዜማን)፡ ምናልባት ግን እቶም ዘይተጠቕሱ

ድምጻውያን ኣብ ምጅማር ወይ ኣብ መገዲ ምስ ምህላዎምየ። ንቖጺሊ ከኣ ዓወት እምጸለም።

*** ኢጋጣሚ ደርፍታትካ ኣብ መራኸቢ ብዙሃን ክትሰምዖ ወይ ክትርእዮ ከለኻ እንታይ ይስምዓካ?**

- (ሰሓቕ) ብጣዕሚ እሕጎስ።

*** ባዕላኻ ደራሲ ዜማን ግጥምን ምኳን ከመይ ትርእዮ ?**

- ዋእ! እንተተዋሂቡካ ድኣ ኣይጽላእንየ ዝብል። ምኽንያቱ ውሽጣዊ ስምዒታትካ ቀዳማይ ኣንባቢኡ ንስኻ ስለ ዝኾንካ፡ ኑቶም ስምዒታት ንደገ ንኽተውጽኦም ብዙሕ ኣይክትሸገርን ኢኻ።

*** ገጣሚ ካልእ ዜማ ካልእ ድምጻዊውን ከምኡ ካልእ ምኳን ግን ተመራጺ ምኳኑዩ ዝፍለጥ?**

- ርግጸኛ ዲኻ ግን?

*** ብዋዕባሪ እንርእዮ ስለዘሎዩ፡ ንኣብነት ንህቡቡቲ ድምጻዊት ሄለን መለስ እንተወሲድና ንሳ ድምጻዊት ጥራይ’ያ ዜማን ግጥምን ዝህቡዋ ሰኡጥበበኛታት ኣለዉ…**

- ናብ ክትዕ ድኣ ከይንኸይድ እምበር፡ ሓደ እቲ ሓባራዊ ስራሕ ውጽኢታዊ ምኳኑ ኣይስሓትን። ኩሉ ግዜ ኣብ ብጽኩብ ምስራሕ ግን እኩብ ዓወት ትኅናጸፍ ማለት ኣይኮነን። እቲ ወሳኒ ናይ ምብዛሕን ምውሓድን ተሳተፍቲ ዘይኮነ፡ ጽባቐ ስራሕ’ዩ ወሳኒ። ባዕሎም ንዘገጠምዎን ንዘዜምዎን ደረፎም ዝተዓወቱ ብዙሓት ስለ እንፈልጥ።

*** ኣነ ኑቲ ርግጸኛ ዲኻ ኢልካ ዝሓተትካኒ ዘራጉድ ሓደ ኣብነት ጠቒሰልካ ናይ ድምጻዊት ሄለን መለስ…ንስኻኸ…?**

- ዋእ! ብዙሓት! ሓደ ስለዝበልካኒ ግን ድምጻዊ ነፍስሄር ኣብርሃም ኣፈወርቂ እጠቕሰልካ።

*** ጌጋ ድኣ ይኹልኣለይ’ምበር ሓደ ክልተ ክሊፓት ጥራይ እየን ዘለዋኻ ንሰን’ውን ቅድሚ ኣልበምካ ዝሰራዮን መስለኒ፡ እንታይ’ዩ’ቲ ምኽንያት?**

- ኣይተጋገኻን፡ ኣብ’ተን ዝሰራሕኩወን’ውን ከም’ቲ ዝድለ ዕጋበት ኣይረኸብኩለንን። እቲ ምኽንያት’ኳ እዚ’ዩ ኣይብሎን’የ። ከም ዝመስለኒ ግን ደርፊ ንደርፊ ጥራይ’ዩ ዝውክል። ብክሊፕ ኩተሰንዮ መደብ እንተሎካ ማዕረ ማዕረ’ቲ ካብ መጀመርያ ነታ ደርፊ ኢልካ እትሰኽዖ ግጥምታት ይኹን ዜማታት ብሓፈሻኡ እቲ ዛንታ ክትሰርዖ እንከሎኻ ስእሊ’ውን ኣብ ግምት ኣእቲኻዮ ምስ እትጽንሕ ጥራይ ጽቡቕ ዝምጽእ ኮይኑ ስለ ዝተሰምዓኒ’የ። ክሳብ ሕጂ ኸኣ ንስእሊ ሓሲብ ዝሰራሕክዎ ደርፊ የብለይን። ልክዕ ከም’ቲ ክሊፕ ንደርፊ፡ ደርፊ’ውን ንክሊፕ ከሰኒ ከም ዝኽእል እምነት ኣሎኒ። ኣበሃህላይ እንተተረዲእካኒ ኣቕዲምካ ኣብ ርእስኻ ሓደ ስእሊ ወዲእካስ፡ ኑቲ ስእሊ ዝኸውን ዛንታ ኣስዒብካ ብመገዲ’ቲ ዛንታ’ውን ሓደ ግጥሚ ኣብ ዜማ ተሰኺዑ ደርፊ ኩተቕውም ትኽእል ኢኻ። ብሓጺሩ ካብ ንደርፊ ንክሊፕ ዝኸውን ደርፊ ኣዳሊኻ ክትሰእሎ እመርጽ። ምስ ግዜ ከም’ዚ ዝኣመሰለ ፈተነታት ክገብር’የ ዝደሊ።

*** ክሓተካ ከለኹ ግን ንኽትምልስ ግዜ ትወስድ እንታይ’ዩ’ቲ ምኽንያት ?**

- (ሰሓቕ) ሕጂ’ውንዶ ግዜ ወሲደ?

*** ከምኡ’ዩ ዝመስል…**

- ሓደ ንቃለ መሕትት ንመጀመርታ ግዜይ’ኳ እንተዘይኮነ፡ ካልኣየይ’ዩ መስለኒ (ሰሓቕ) እዚ ኣብ ግምት ኣእቲኻስ ባህርያዊ ኮይኑ ይስመዓኒ። ድሓር ከኣ ዕላል ኣይኮነን፡ ኣብ ኣፍካ ዝጸንሓካ እትድርብዮ።

*** ካብ’ዚ ሞያ ወጺኢ እንታይ ኣሎ ካልእ ትኅጥፈሉ?**

- ኣይነጠፍኩሉን’ምበር፡ ኣብ ስእሊን ቅርጻን ድሓን ዝኾነ ዝንባለ ነይሩኒ። ግዜ እንተተረኺቡ ክቕጽሎ’የ ዝደሊ።

*** ገለ ዝሰኣልካዮ ኣሎ’ዶ?**

- ናብ መዚቃ ካብ ዝዘንበል ርሳስን ወረቐትን ሒዘ ዝሰኣልክዎ የብለይን። ገለ ካርቱናት ግና ተማሊኦ ኣለኹ። ብቑዓት ኮይነን እንተተሰሚዐናኻ ኣብ’ዚ መጽሔት ከሰንያኒ ደስ ምበለኒ። (ሰሓቕ)።

*** ጸገም የለን። ፍልይ ዝበለ ቅዲ ኣዘያይማ ኢኻ እትጥቀም መገለጺ ናይዚ እንታይ’ዩ ወይ ናይ መን ጽልዋ’ዩ?**

- እንታይ’ሞ ክብለካ’የ። እዚኣስ ንንጠራ በጃኻ።

*** ናይ ቃል ኪዳን ካትም እርእየልካ ኣለኹ’ሞ …**

- እወ ብዓል ሓዳር’የ ።

*** ውላድከ?**

- (ሰሓቕ) ኣምላኽ እንተፈቒዱዎስ ተር ከኮብሎም ኢና።

*** ኣብዚ ዓውዲ ሞያ ዝሕግዙኻ ኣለዉ’ዶ?**

- እወ። መበል 21 ከምኡ’ውን 22 ጽንብል ናጽነት ዘቕረብኩወን “ኣእሚኑኒ እንደዩ” “ከምቶም ገድሊን” ዘርእስተን ደርፊታት ብፍሉይ ሰኡጥበበኛታት ይስሓቕ ገብረእግዚኣብሄርን ሄኖክ ታደሰን ዓቢ ተራ ነይሩዎም። በዚ ኢጋጣሚ’ውን ኣመስግኖም።

*** ንመጻኢኸ እንታይ ትሓስብ ወይ እንታይ ራኢ ኣለካ ብፍላይ ኣብ’ዚ ዓውዲ?**

- ካብ ዘለኹዎ ዝያዳ ክሰርሕን ክዓብን።

*** የቐንየልና ድምጻዊ ቶማስ ኣልኣዛር።**

- የንዘብካ።



**ኢኸዕየ**

*ብመሓሪ ዑቕባሚካኤል (ጠዊል)*

# ኣሸውታና

ኣውላድ ኣብ ቤት መርዓት ይተኣኻኸባ። ብፍላይ'ኳ እተን ኣቐዲመን ዝመሰላ መርዑ ሻድየን (ተመኵሮ ወሲኸን) ይመጻ። መራኸቢኦን ዕላል'ዩ። ቅምጥ ኢሉ ዕላል ዝመስል ኣጋጣሚ። እተን ካብ መርዓት ተመርዕያ እትኸዶ ናብ ዓዲ መርዓት ዝኣተዋ መርዑ፡ ኣብ'ዚ ዕላል ክርከባ ኣለወን። እተን ከም ሓበርቲ ኰይነን ዘዕልላ ንሳተን'የን። ኣፊን ዝሃበን ኣየዕልላን። ንመርዓት ዝጠቅም ዕላል'የን ዘእንግዳ። ካብ ካልእ ዓዲ ናብ ዓዲ መርዓት ዝኣተዋ ከም ተረኺባ 'ውን ግልል በላ ዝብለን የለን። ኣካ ከምኡ ይጽለኣን። ኣብ ዕድመኦን ምሉእ ዝደልያኦ እንተሃልዩ ከም ዕያውቲ ኣፍ ንኣፍ ተወሃሂብካ ዕላል'ዩ። ኣብ ከምዚ ህሞት መዓልክን ዝብለን 'ውን መባልዕተን ኣይኰነን። ዛዕባ ዕላለን ካብኦን ከይሓልፍ ሕ..ሕ.. ሕ ኢሉ ዝሓልፍ ሰብ'የን ዝደልያ። ብፍላይ ኣሸውታና ክጻወታ እንተተኣኪበን ጀበና እንተመጸት 'ውን ኣየቐልባን። ነገር ኣሸውታና ከምኡ'ዩ።



ኣሸውታና መንእሰያት ጥራሕ ዝጻወትዎ ያታዊ ዕላል'ዩ። ኣውላድ ጣፍ ሕዛእቲ ክመስላ ምስ ተኣከባ፡ ብዛዕባ ሓማት መርዓት ዘዝፈልጣኦ ንመርዓት የካፍላ። ካብ እንዳሐሙ መርዓት ናብ ዓዲ መርዓት ዝኣተዋ ኣብ'ቲ ዕላል ክህልዋ'ዩ ዝድለ። ምኹዳር ደኣ ዘይብላኦ እናኾና'ምበር ብጥርቀ'የን ዝድሊያ። ኣብዚ ዕላል ድማ ጽቡቓን ሕማቓን ሓማት ይለዓል። እታ ሰበይቲ ኣቐዲማ ዘመርዓወት ሓማት እንተኾይና ምስ ቀዳሞት ኣንስቲ ደቃ ከመይ ዝበለ ዝምድና ኣለዋ፡ ኣብቲ ዓዲ ከም ነግራም ዶ ወይ ብጥዕይቲ ትፍለጥ፡ ደቂ ደቃ ትሓቀኑፍ ዶ ኣይፋላን፡ ኣንስቲ ደቃ ንዘገብራኦ ናይ ኣንስቲ ነገር ትሓብእ ዶ ኣይፋላን …. የዕልላ። ግዳ ካብዚ ኩሉ ንላዕሊ ዘገድሰን ካልእ ነገር'ሎ። እታ ሓማት መርዓት እትኸውን ሰበይቲ ምስ ብዓል ቤታ ሒማ ድያ ኣይፋላን ብዓንደ ርእሱ ይለዓል። ኣብ ሽዑ በጺሐን ዝገብራኦ'ኳ እንተዘይሃለወ ሒማ ናብ ዘላቶ እንዳ ምእታው ቀሊል ከምዘይኮነ ይርድኣ። ኣብ መዓልቲ መርዓ 'ውን ወራድ መርዓ ኣፎም መሊኦም ይዛረቡሉ'ዮም። ኣጻዕድዮም 'ሒማ ኢና፡ ሒማ ትኸኑልኩም ኢልኩም ሃቡና' ኢሎም የመርቑ።

ግዳ እዚ ዕላል ከምኡ ኢሉ ኣይቅጽልን። እቶም ይኣኽለን'ዩ ብምባል ክጽበይወን ዝጸንሑ ኣወዳት 'ኣሸውታና' እናበሉ ኣብ መንገ ይኣትዉ። ብዛዕባ ሰበይቲ ብመርዑ ክዕለል ባህ ኣይብሎምን። ነዚ ዕላል ዘዝርጎም ቀንዲ ምኽንያት ከኣ እቲ 'ጓል ብዛዕባ ሰበይቲ እንተዕለለት ኣርሕዶ ትስነፍ' ዝብል ብሂል'ዩ። ነገር ብሂል ደኣሉ ዝኾን'ምበር ኣውላድ መጥሓንን መለንቀጥን ገዲፈን ወጃዕ እንተበላ፡ በኣር ኣርሕዶ ናይ ከብዳ ይኸዳ ይብልኹም። ግዳ ክትበልዓ ንዝደለኻ ኣባጉምባሕስ ዛግራ በላ'ዩ ነገሩ። ኣጣጢሖም ምሳኦን ክጻወቱ እንደኣሎም ከም ሸላ ጉብ ዘብልወን። ካብ ጉዝጉዝ ኢልካ ዝሓልፍ ዕላል የብሎምን። ነዚ ኣጋጣሚ እቶም ናፍቖት ሓመድ ክገብሮም ዝጸንሑ መንእሰያት ከም መተንፈሲ ይጥቀምሉ። ነተን ሃረር ዝብልወን'ሞ ንእንኮሻብ ዕላል ወስ መበሊ ስኢኖምለን ዝጸንሑ ቀጫጭን ርህው ክሻብ ዝብሎም የዕልወን። ግዳ እዚ ጥዑም ኣጋጣሚ ኣይቅጽልን። ምስ ሸዊት እናሃለኻ ዝቕጽል ጣዕሚ መዓስ ሃልዩ። 'ሸዊት ዝሓሰየ ብዓል ግራትስ ናብ ኣፉ ዝሓሰቦ ብወንጭፍ ይሰዶ' ይብሃል። ገለ ካብቶም ኣወዳት ዕላል ይጥዕሞም'ሞ ኣወይን ኣውላድ ሃሰስ ክብልወን ይጅምሩ። ነዚ ክጻወራኦ ዘይከኣላ ድማ ዕግርግር ይኣጉዳ። ነገር ኣሸውታና ድማ በዚ ይዛዘም። እቶም ኣወዳት ግና 'ኣሸውታና ንሓንሳብ ኢና' እናበሉ ንበረኻኦም ይዕዘሩ።

ተዛረብ ከዓ መጸኒ...!

# መሓዛይዶ ደአ ኣይበልክንን...?

ዘይረኽቦ'ባ የብለይን ትብል ኣባየይ ንግሳይ። ክሳብ ሕጂ ምሳኺ ሰለይ ዘበለኒ ደኣ ናጻ ዘለኺ ስለዝመሰለኒ እንደኣለይ። ኣየ'ዚ ናተይ ዕሽነት። ብሃም ድኣ ኰይነ'ምበር መዓልቲ መጸ ምስኡ ክትጸንሕኒ እንከለኺ'ኮ ክርደኣኒ'ዩ ነይርዎ። ነዚ ወትሩ ካብ ጐንኺ ዘይፍለ ሳንጣኺ መሲሉ ክረኣየኒ ዝጀመረ ሰብ፡ ከም ዓርክኺ ዘየሐስብ ምኽንያት እንታይ ነይሩኒ? ጓለይ ሰብ ዘዝበሎ ዝኣምን ልቢ ሂቡኒ። እምነት ከኣ'ባ ይሃስየካ'ዩ ጓለይ? ሓደ ዓርከይ ሰብ ዘዝበሎ ኣይትእመን ይብለኒ ነይሩ።

ብናቱ ፍልስፍና ሰብ ዝበሎ ኣብ ክልተ'ዩ ዝምቀል። እቲ ቀዳማይ ዝኾነ ሰብ ክብለካ ስለዘለዎ፡ ዝብለካ ክኸውን እንከሎ እቲ ካልኣይ ድማ እቲ ሰብ ንሓደ ነገር ብቐጥታ ክብለካ ስለዘይክኣለ'ዩ ዝበለካ ብሃላይ'ዩ። እዚ ድማ ብዛዕብኡ ንኽትርዳእ'ዩ። እዚ ከምዚ ንስኺ ዝገበርክዮ'ዩ። ነዚ መወዳእትኡ ዓርክኺ ምኻኑ ዝነገርክኒ ሰብ መሓዛይ'ዩ እናበልኪ ኢኺ ኣላሊኽኒ። ኣየ መሓዛ! ከም ሓረግ ጥምጥም ኢሉ ምስኺ ዝተሳእለስ መሓዛይ፡ ምሳይ እንከለኺ ደዊልኪ ዝጸዋዕክዮስ መሓዛይ፡ ንዓይ ሰላምታ ኢድ ጥራሕ እናሃብኪ መዓጕርቱ ክሳብ ዘሳሕዮ እናሰዓምክዮስ መሓዛይ፡ ግዜ ኣብ ግምት ከየእተኹ ኣብ ዝኾነ ቦታ ምሳኡ ክህሉ ይኽእል'የ ንእትብልዮስ መሓዛይ፡ ተደለየ ሓቑፉኪ እንተደለ ወጢጡኪ ንዝኸይድ ሰብስ መሓዛይ፡ ቃሕ እንተይልዎ ንገዛኡ ጸዊዑኪ ንእትኸድዮ ሰብስ መሓዛይ፡ 'እንድዒ መዓልታዊ'የ ዝረኽቦ' ንእትብልዮ ሰብስ መሓዛይ፡ ካብ'ተን መሓዙትኪ ገሪዙ ንዝወሰደኪ ወድስ መሓዛይ። ኣረ ብዓል ዓርከይ፡ ሰብኣየይ፡ ካልኣየይ ዝብሉ ቃላት ከይከሱኺ። ነዞም ቃላት ካብ መዝገበ-ቃላትኪ ካብ እተውጽእዮም ነዊሕ ገይሮም ኣለዉ። ነገርያ መሓዛይ ለውጢ እንተዘይረኺቡ እዞም ቃላት ከም ብዓል ዳይናሶር ከይጸንቱ ይፈርህ'የ። ግዳ እዝስ ባዕሉ ምፈለጠ፡ ነዚ ኩሉ ተዓዚበ ክርደኣኒ ዘይም'ኽኣለይ'ዩ ምውሓጥ ኣብዩኒ ዘሎ። ዕሽነተይ ኣሕፊሩኒ ሱቕ ክብል ምተገብአ። ግዳ በዚ ናተይ ዝመሃር ኣይሰኣንን። ንሓብተይ 'መሓዛይ'ዩ እኮ'ያ ትብለኒ ነይራ' ምስ በልክዋ ከም ኣሻንጕሊት'ያ ስሒቓትለይ። ሰሓቕ ዘውሓዞ ንብዓታ እናደረዘት 'እንታይ ደአ ክትብለካ ደሊኻ?' ምስ በለትኒ መሓዛይ ማለት ንዓርከይን ኣፍቃርየይን ዝብሉ ቃላት ተኪኡ ብዓመጽ ዝነብር ዘሎ ቃል ምኻኑ ተረዲኡኒ። ኣካ ሰብ ጥራሕ ኣይኮነን ዓማጺ፡ ቃላት 'ውን ንሓድሕዶም ይተዓማመጹ'ዮም።

እዚ ጉዳይ ከም ሕማም ሕርሲ ቀልዩኒ ባጽዕ ምስ ከድኩ 'ውን ኣብኡ ድኣ ጸናሕክኒ። 'ብቐደሙ ዘይጽቡቕ ስንስ እንጣጢዕ ቍሒሙ ይስዕመኒ' ድዩ ዝተመሰለ። ኸዑ ግና ሱቕ'የ መሪጸ። ሰላም ክብለኪ 'ውን ዓቕብ ኰይኒኒ። ለካስ ባዕለይ ዝጸረግክዎ ዓቕብ ምድያብ ሓል ደልየሉ።

# ‘ኣይ ላብ ዩ’ ንብዙሓት ዝበልክዎ ዘረባ

እዚ ዘረባ ካብ መግለጺ ዘይምሕር ፍቕሪ፡ ናብ ብዓል ከመዓልካ ዝኣመሰሉ ተራ ዘረባ ተቐይሩኒ'ሎ። ብልክዕ እንታይ ኰይነ ከም ዘለኹ ይርደኣኒ የለን። ንእግረ መንገደይ "ኣይ ላብ ዩ" ምስ በልኩኺ፡ እምብዛ ከም ዝተሓጐስኪ ዝገልጽ 'መሰጅ' ሰዲድክለይ። ምሕጓስኪ ኣይጸላእክዎን፡ ግዳ ቡቲ ኣነ ተራ ዝበሎ ሓሳባት ምሕጓስኪ ኣይተሓጐስኩን። ሓደ ኣብ ፍቕሪ ተመኵሮ ዘየጥረየ ሰብ እንከለኹ "ኣይ ላብ ዩ" ክብልን ክበሃልን እብህግ ነይረ'የ። ሎሚ ግን ከምዚ ዝብለኪ ኰይነ። "ኣይ ላብ ዩ" ዝብለኒ ሰብ፡ ዝላገጸለይ ዘሎ'ዩ ዝመስለኒ። ፍቕሪ ካብ መግለጺታትን ጣዕምታት ዘረባን ኣብ ግብሪ ከም ዝምዘን ባዕለይ ፈሊጠ ኣለኹ። ነዚ ሓሳብ ንምርግጋጽ መጻሕፍቲ ይኹን መርበባት ምውካስ ኣየድልየክን'ዩ። ባዕሉ ተመክሮኡ ዘካፍል መጽሓፍ መሰል ሰብ እነሆኹልኪ። ኣንብብኒ'ኳ ኣይብለክን። እንተተዓዘብክኒ ይሓይሽ። ንሰብ ብትዕዝብቲ ኢኻ ተንብቦ ይብል ጸሓፊ ጉጊ ዋትያንጐ።

ካን "ኣይ ላብ ዩ" ምባል ዘረባ ኹይኑ ይስመዓኒ'ሎ። ከመይ ኢልካ ትብሊ ትህልዊ። ወዮ ድኣ ሃህ ኢልካ ምዝራብ ከም ዕሽነት እናተቼጽረ'ምበር፡ ቅድሚ ምሳኺ ምልላየይ ንብዙሓት ከምኡ ኢለየን ምንባረይ ኣዕሊለኪ'የ። ግን ትርጉም ፍቕሪ ድየ ዘይፈልጥ ኰይነ ወይ'ውን እተን ምሳይ ዝነበራ'የን ካባይ ዝገዳ ኰይነን ፍቕሪ ኣይቀጸለን። ብዓል ሓድሽ መተርኣስ ኣብ መንገዲ ይትርኣስ ኰይኑ፡ ምሳአን ሸነን እናበልኩ ዝሓለፍክሉ ጕደና እነሆ ምሳአን ተራጊጸ ይኸደሉ። ክትጻላእ ከም እትኽእል እናፈለጥካ ንሰብ "ኣይ ላብ ዩ" ክትብሎ ኸኣ ዕሽነት'ዩ። ምስ ሓደ ዓርከይ ብዛዕባ'ዚ ከነዕልል እንከለና ዘሰምብድ መልሲ'ዩ ሂቡኒ። ንዘዝፈተኻየን ከምኡ ክትብል ትኽእል ኢኻ በሃላይ'ዩ። ኑቲ ሓቀይና ፍቕሪ ኣብ ህይወትካ ሓንሳብ ጥራይ ዶ ኣይኰነን ዝኽሰት ዝብል መግለጺ ፋዕራ ኣይገብረሉን'ዩ። ብዛዕባ ሰብ ሓቂ እንተሃልዩ ሞት ጥራይ ምኻኑ'ዩ ዘዐልል። ሰብ ክትፈቱ ትኽእል ካብ ኰንካ ከምኡ ምባል 'ውን ከሕፍረካ የብሉን በሃላይ'ዩ። ንፍቕሪ ኣካቢድካ ኣይትረኣዮ ዝብል መርገጺ 'ውን ኣለዎ። እቲ ክቐልል ዘይብሉ ነገር ክሳብ እቲ ናይ መወዳእታ ሰብካ እትረክብ ከምኡ ምባል'ዩ። ፍቕሪ ሱቕ ኢልካ ዝእቶ ኣደራሽ ኣይኰነን ምስ መልአ ግና ሓቂ ኰይኑ ተሰሚዑኒ። ኣብ ፍቕሪ ተመኵሮ ዘለዎ ወዲ ተብዓታይ ከም ዘድሊ ካብ ብዙሓት ደቀንስትዮ ሰሚዐ ኣለኹ። ብፍላይ እቲ ገሊአን ብዙሕ ነገር ዝሓለፈ ዝብላኦ ብዙሕ ነገር ግዲ ዘይሓለፍኩ ኰይነ እርደኣኒ የለን። ኣብ ቅድሚ ከምዚ ዝኣመሰለ መግለጺታት እዚ ናተይ ዕላል ቀንጠመንጢ ዝኸውን ይመስለኒ። ናይ ልቡ ዘይዛረብ ሰብ ክንደይ ይበዝሕ ጓለይ።

'ዳሕራይካ ይገድድ' እንተዘይኢልክኒ ዝተረፈኒ ክምልእ። ኣይ ላብ ዩ ኢለኪ ኣይትተሓጐሲ። ኪንዮ ዘረባ ፍቕሪ ፍቕሪ ዝጥዕሙ ዕላላትን ኣካላዊ ምንቅስቓሳትን እንተኣዘውቲረ ጥራሕ ፍቕሪ ኣስተማቕሪ። ፍቕሪ ካብ ብሓሳባትን መግለጺታትን ብተግባር ክፍትኖ ነቒለ ኣለኹ።

## ተክኖሎጂ

# ተክኖሎጂ፡ ደጋፍን ተቓዋምን መጎተታት

ኣብ'ዛ ኣብ ዝልዓለ ጥርዚ ምዕባለ በጺሓ ዘላ ዓለም፡ በቲ ሓደ ወገን፡ ሳላ ምዕባለ ተክኖሎጂ ናብራ ክምችእ፡ ዕዮታት ክሳለጡ፡ ሕማማት ክፍወሱ፡ ሓበሬታት ኣብ ዝሓጸረ እዋን ካብ ናብ ዝተፈላለየ ኩርናዓት ዓለምና ክመሓላለፉ . . . ወዘተ ተኻኢሉ ኣሎ እናተባህለ ኪጋዋሕ፡ በቲ ካልእ ሸነኽ ድማ ተክኖሎጂ ንኽብርታት ሕብረተሰባት ኣብ ምፍትታን በጺሑ ኣሎ። ወዲ ሰብ ብምጥባቡ ኣብ መውዳእታ ዓለም ከጥፍእ እዩ፡ ተክኖሎጂ ንውሑዳት ሃገራት ምዕራብ ጥራይ'ዩ ዘርብሕ፡ ንሳቶም ዝረብሕዎ፡ ምዝባዕ ክሊማዊ ለውጢ ኣስዒቡ፡ ኣብ ሃገራት ሳልሳይ ዓለም ዋሕዲ ዝናብ ዝጠንቑ ዓጸቦ የስዕብ ኣሎ፡ ዝብል ወረ ንእዝንና ሓድሽ ኣይኮነን። ዓምዲ "ሳይንስን ተክኖሎጅን" እምበኣር፡ ብዛዕባ ተክኖሎጂ ዘለዎ ከፊላዊ ረብሓታትን ዘለዎ ሕጽረታትን፡ "ተክኖሎጂ፡ ደጋፍን ተቓዋምን መጎተታት" ኣብ ትሕቲ ዝብል ኣርእስቲ፡ ናይ'ዚ ሕታም'ዚ ትሕዝቶኣ ገይራቶ ኣላ።

### ሀ. ተክኖሎጂ ደጋፊ መጐተ

ኣብ ዝኾነ መዳይ ህይወት ኣብ ማሕበራዊ ኮነ ኣእምሮኣዊ መዳያት፡0 ንገራት ኩሉ ሳዕ በቲ ዝጸበቀ ሸነኽ ወይ ጎኖም ክትምልከት ወይ ክትዕዘብ ምፍታን፡ ዝሓሸን ዝበለጸን ኣገባብ ብምኳኑ፡ ብእወንታዊ ኂ ተክኖሎጂ ክንጅምር መሪጽና ኣሎና።

ኩሉ ሳዕ ኣብ ምትእትታው ሓድሽ ተክኖሎጂ፡ ኣብ ግምት ዝኣቱን ዓሚዩ'ቕ መጽናዕቲ ዝግበረሉን ኣርእስቲ ፊናንሳዊ ተኻእሊኑት ናይ'ቲ መደብ እዩ። እዚ ድማ እቲ ኣቕሓ ብውሑድ ወጻኢትታት ዝሓሸን ዝበለጸን መ'ኽሰብ ብ'ኽመይ ይርከቦ ንዝብል ሕቶ ዝምልስ እዩ። እምበኣር ዝበዝሐ ተክኖሎጂ ገንዘብ ዝቑጥብ እዩ። እዚ ድማ ሰባት ኣብ ዝኾነ ስፍራ ኮይኖም ዕዮኦም ክሳልጡ ዘ'ኽእል ሓድሽ ኣገባብ ኣሰራርሓ ከተኣታቱ ስለዝኻኣለ እዩ። ንኣብነት፡ ሓደ ኣብ ኤርትራ ዝመደበሩ ትካል፡ ምስ ኣብ ደገ ዝርከቡ ሓለፍቲ ጨናፍራት ኣኼባ ክገብር እንተተደልዩ፡ እቶም ኣገደስቲ ሰብ-ስልጣን ናይ'ቲ ትካል ኣብ ሓደ ቦታ ክራኸቡ ኣየድልን እዩ። ቴለኮንፈረንስ ብዝበሃል ኣገባብ ተጠቒሞም፡ ዋና ኣካያዲ ስራሕ ኣብ ቤት ጽሕፈቱ፡ ሓለፍቲ ጨናፍር ድማ ኣብ ዘለውዎ ኮይኖም እናተራኣኣዩ ኣኼባኦም የካይዱ። (ኣብ'ዚ ግን ከም በዓል ኤድዋርድ ስኖውደን ዝኣመሰሉ ተጸናጸንቲ ይሰምዑ'ኻ ምህላዎም ክትዝንግዕ የብልካን!) እዚ መስርሕ'ምበኣር ትካላት ካብ-ናብ ዝግበር ናይ ጉዕዞ ወጻኢታት ብምቑጣብ ኣብ ካልእ መዓላ ከውዕሎ ዘ'ኽእል ብምኳኑ ቁጠባዊ ረብሓ ኣለዎ። ብ'ኻልእ ወገን እዚ ወጻኢት ተክኖሎጂ ዝኾነ ናይ "ቴለኮሚኒኬቲንግ" ኣገባብ፡ ሰራተኛታት ናብ ስራሕ ከይከዱ ኣብ ምውቕ ገዛኦም ብምኳን ዕዮኦም ክሳልጡ ዘ'ኽእሎም እዩ። ኣብ'ዚ ምፍራም ኣየድልን እዩ፡ እቲ ምንታይ እቲ ዘገድስ ኑቲ ዝተዋህበካ ዕዮ ምዝዛም ጥራይ ስለዝኾነ።

ብ'ኻልእ ወገን፡ ተክኖሎጂ ግዜ ናይ ምቑጣብ ረብሓ'ውን ኣለዎ። ሓደ ዕዮ ንምኽዋን ዘድሊ ግዜ ብምሕጻርን ገንዘብ ብምቑጣብን፡ መጠን ፍርያት ካብ ናይ ምባል ተ'ኽእሎ ኣለዎ። እቲ ኣብ ምልውዋጥ ሓበሬታ ዝጣ'ኽን ግዜ'ውን ይሓጽር እዩ። ንኣብነት፡ መል'ኽቲ ኣብ ክንዲ ብመገዲ ቤት ጽሕፈት ፖስታ ምልኣ'ኹ፡ ብኢ-መይል ወይ ፋክስ ምልኣ'ኽ ዝቐልጠፈ ይ'ኸውን። ብተወሳ'ኺ ተክኖሎጂ ኣብ ምቕልጣፍ ዝተፈላለዩ ናይ ምስናዕ መስራሓት'ውን ዕዙዝ ተራ'ዩ ዝጻወት። ዝተፈላለያ ማ'ሽናትን ኮምፕዩተራትን ኑቲ ሓደ እዋን፡ ብሰብ ዝዕየ ዝነበረ ዕዮ፡ ኣብ ዝሓጸረ እዋንን ብዝበለጸ ብ'ቕዓትን ክየጸኦ ኪኢለን ኣለዋ።

### ለ. ተክኖሎጂ ተቓዋሚ መጐተ

ፍጽምና ኣብ ሰባት ዘይተረኽበ ኣብ ተክኖሎጂ'ውን ዝርከብ ኣይመስልን። በዚ መሰረት፡ ተክኖሎጂ ሕጽረታት ከይሃለዎ ኣይተረፈን። እቲ ቀዳማይ ጸገም ተክኖሎጂ፡ ተመርኳሰኑት እዩ። እዚ ጸገም'ዚ ድማ ተክኖሎጂ ናብ'ቲ ዝለዓለ ጥርዚ ስልጡት ከይበጽሐ ዓንቂጽዎ ይርከብ። ንኣብነት፡ እተን ን'ኹሉ ዕዮታተን ብኮምፒዩተር ዘከናውና ኩባንያታት፡ ስርዓተ-ኮምፒተራተን ምስ ዝበላሾ ኣብ ጸገም ይወድቓ። ብዘይካ'ዚ እዘን ኩባንያታትዚ-ኣተን ኩሉ ሳዕ፡ ካብ ናይ ኮምፒዩተር ከተርቲ፡ በቲ ኣብ ልዕሊኣን ክፍጸም ዝ'ኽእል ክትራ ዓቢ ስግኣት ኣለወን። ዝተፈላለየ ምስጢራዊ መረዳኢታት(data) እውን ክስረቐን ስለዝ'ኽእል፡ ንመሐለዊ ኩተርቲ ተወሳ'ኺ ወጻኢታት ከውጽኣ ይግደዳ።

ብዘይካ'ዚ ዝተጠቕሰ፡ ተክኖሎጂ ካልእ ጸገም'ውን ኣለዎ። ንሱ ድማ ኣብ ዝተወሰነ ግዜ ብስሩዕ ሕደሳ (upgrading) ዘድልዮ ብምኳኑ እዩ። እዚ ስሩዕ ሕደሳ ወጻኢታት ዝሓትት ብምኳኑ ተመራጺ ኣይኮነን። ንኣብነት፡ ገለ ኩባንያትታ ምስ'ቲ ኣናሻዕ ዝቀያየር ኢንዱስትርያዊ ኣንፈት ንክየንዓዛ፡ ኣናሻዕ ናይ ኮምፒተራተን ሶፍትዌራት ክቕይራ ይግደዳ እየን። ምሉእ ስርዓተ-ኮምፒተራተን'ውን፡ ኣብ ነብሲ ወከፍ ሓደ ወይ ክልተ ዓመት ምሕዳስ ከካይዳሉ ኣገዳሲ ዘድሊ እዩ።

ተክኖሎጂ፡ ኣብ ዓማዊል'ውን እወንታውን ኣሉታውን ጽልዋ ኣለዎ። ንኣብነት፡ ንገለ ዓማዊል ዕዳኦም ብመገዲ ኢንተርነት ክኸፍሉ ዘሕጉስ ክኸውን ከሎ፡ ንገለ ግን ንመሰል ብሕትውናኦም ዝፈታተን መሲሉ ክረኣዮም ይ'ኽእል። ገለ ሰባት ንጸገማቶም ብመገዲ ዝተፈላለዩ መራ'ኸቢታት ክሕብሩ ጸገም ዘይብሎም ክ'ኾኑ ከለዉ፡ ገለ ግን ኑቲ ንጸገሞም ክፈትሓሎም ዝደልይዎ ሰብ ብኣካል እንተዘይረ'ኺቦሞ ዝዓርፉ ኣይኮኑን።

ኣብ መደምደምታ'ምበኣር፡ ተክኖሎጂ ረብሓኡ'ዶ ይዓቢ ጉድኣቱ ዝብል ሕቶ ክልዓል ባህሪያዊ እዩ። እቲ ግቡእ መልሲ ድማ፡ ከከም ኣጠቓቕማኻ፡ ብልሕኻ፡ ጥንቃቐኻን ምርጫቕካን ዝብል እዩ። ንፍርያት ተክኖሎጂ ኣብ ረብሓና ከነውዕሎ ውልቃዊ መሰልና'ኳ እንተኾነ፡ ኣብ ኣመራርጻ ተክኖሎጂ ግን ጥንቃቐ ከዘውትር፡ መዓዲ ዘድልየና ኣይኮነን።

ሚኪኤል ኣዳም



# ሚስጥር ነዊሕ ዕድመ

ብህይወት ክሳብ ዘሎኹ፡ ኣበርቲዕካ ስራሕ፡ እንተ'ኾነ ግና ሃለኽለኽ ምባል ኣይተብዝሕ፡ ንዝኾነ ነገራት ኣፍኵስካ ጠምቶ…..” እዚ ካብ ጃፓናውያን ሰብ ዕድመ ጸጋ ዝተረኽበ ርጡብ ዝኾነ ምኽሪ እዩ። ንጉዳይ ጥዕናኻ ብግቡእ ተኸታተሎ፡ ንነገራት ኣኽቢድካ እንተጠሚትካዮ ይኹብድ፡ ኣቃሊልካን ብምቕባል ኣሚንካን እንተድኢ ጠሚትካዮ ድማ ይፈኩስ።

ጃፓን ብኣሽሓት ዝቑጸሩ ካብ 100 ዓመት ዕድመ ንላዕሊ ዘለዋ ሃገር እያ። ኣብ ሓደ እዋን ኣብ ልዕሊ 3000 ዝኾኑ ኣረጋውያን ኣብ ዝተገብረ መጽናዕቲ እቶም 15% ዝኾኑ ሓደ ሓያል እምነት ከምዘለዎም ተረጋጊጹ። ንሳቶም ሚስጥር ነዊሕ ዕድመ እንታይ እዩ? ተባሂሎም ምስ'ተሓተቱ፡ “ንጉዕዞ ህይወትና ከከም ኣመጻጽእኡ ክንቅበሎ ብምኽኣልና እዩ።” ክብሉ ሓደ ዓይነት መልሲ መሊሶም። እዚ ናይ ሓያሎ ሰባት ጸገም እዩ። ነቲ ዘሎናዮ ህሉው ኩነታትና ምቕባል ኣዝዩ ይኸብደና እዩ። ብፍላይ ድማ ለውጢ ክኣምጽኣሉ ንዘይንኽእሎ ኩነታት ምቕባል ምስዘይከኣለና፡ ሳዕቤኑ ዝኸፍአ እዩ ዝኸውን። ብርግጽ ምቕባል ጥራይ ኣኻሊ ኣይኮነን፡ ተቐቢልካ ነቲ ኩነታት ኣብ ምልዋጡን ምምሕያሹን ጻዕርን ትዕግስትን ክህልወና ይግባእ።

እዞም መጽናዕቲ ዝተኻየደሎም ሰብ ዕድመ በዓል ጸጋ ከምተወሳኺ ዝብልዎ ነገር እንተሊዩ፡ ክትበልዕን ክትሰትይን እንከለኻ ብመጠኑ (moderate) ይኹን፡ ኣብ ስራሕካ ስንፍና ኣይተተኣታቱ። እኹል ዝኾነ ድቃስ ይሃልወካ፡ ብእዋኑ ደቂስካ፡ ብጊሓቱ ተንስእ። ዝከኣል እንተ'ኾይኑ ገዛኻ እኹል ኣየር፡ ማይ ከምዝህልዎን ናይ ዝኾነ ዓይነት ነገራት ብኸላ (natural products) ዘይብሉ ይኹን። ንሓደ ሰብ ልስሉስ ዝኾነ ምዕጉርቲ፡ ጽቡቕ ግርማ፡ ዝደልደለ ቀላጽምን ጉልበት ዘለዎ ሰብ ጥራይ ኣይኮነን መንእሰይ ክብሎ ዝኽእል። ወድ 80 ዓመት ሽማግለ ሰብ ልክዕ ከም ሓደ መንእሰይ ድልዱል ቁመናን ኣተሓሳስባን ዝውንን ከምዘሎ ክንስሕት ኣይግባእን። ብኣንጻሩ ድማ ወዲ 18 ዓመት መንእሰይ ህልናኡ ኣዕሪቡ፡ ሞራሉ ወዲቑ፡ ተስፋ ቆሪጹ ኣካላቱ ማሲኑ ሽማግለ ዝመስል'ውን ኣሎ። ኣብ ህይወትና እምበኣር ቀንዲን ወሳኒን ዝኾነ ነገር እንተልዩ፡ እቲ ኣብ ሓንጎልና እንፈጥሮ ኣተሓሳስባና (our state of mind) ጥራይ እዩ። ንነብስና እንህቦ ግምት፡ ኣብ ውሽጥና ዘሎ ራእይ ወይ ህርፋን (enthusiasm) ንነገራት ናይ ምልዋጥ፡ ናይ ምርካብ፡ ምምዕባልን ናይ ምምሕያሽ ድሌት፡ ንዝኾነ እንተታት ድልውነት፡ ንጽቡቕ ነገራት ምህራፍ ጥራይ ዘይኮነ መንፈሳዊ ቅንኢ ኣሕዲርካ ብወኒን ሞራልን ክትጭብጦ፡ ኣብ ሽትኡ ኩተብጽሖ ጻዕሪ ምክያድ… ወዘተ እዩ።

ዝኾነ ጥዑይ ኣእምሮ ዘለዎ ሰብ፡ ምዕባለን ዝሓሸ ነገርን ኣይጸልእን እዩ። ዝኾነ ሰብ ብብዝሒ ዓመታት ኣሪጉ ክበሃል ኣይክእልን እዩ። ወይ'ውን ኣይኣርግን እዩ። ናይ ዓመታት ምውሳኽ ቆርበቱ ይኹን ገጹ ክዓጥር ይኽእል እዩ። እቲ ቀንዲ ኩተሓሳስበና ዝግባእ ነገር እንተድኣ ሃልዩ ግና ናይ ሞራልና ውድቀት፡ ራእይ ዘይምህላው እዩ። እዚ እዩ ኸኣ ብህይወት እንከለና ከምዝሞትና ዝገብረና። ብዘይካ እዚ ኣብ ጭንቀት፡ ስግኣት፡ ተሸሚምና ብኑብስና ዘይንተኣማመን ይገብረና። ንልብናን ንመንፈስናን ሰይሩ ትርጉም ናይ ምንባር ከምዝጠፍኣና ይገብረና።

ዝተፈላለዩ ሰባት ብዛዕባ “ሚስጥር ነዊሕ ዕድመ” ብዙሕ ኢሎም እዮም። እንተ'ኾነ ገለ እስከ ንመዘኻኸሪ ዝኾነና ነጥቢ ከልዕል።

### ካብ ስድራ ቤት ንጀምር፦

ምስ ኩሉ ስድራኻ ጥዑይ ዝኾነ ኣቀራርባ ዘለካ፡ ኣብ ፍቕርን ምትሕስሳብን ኣብ ምኽብባርን ዝተመስረተ ርክብ ይሃሉኻ። ሰላምን ፍቕርን ዘለዎ ስድራቤት ድማ ምንጪ ሓጎስ እዩ። ሓጎስ ድማ ዕድመ ኣብ ምውሳኽ ዓቢ ዝኾነ እጃም ኣለዎ።

### ካብ ጉዳና ድማ ውጽእ ንበል፦

ምስ ዝኾነ ሰብ ድኻ ይኹን ሃብታም፡ ሓላፊ ይኹን ተራ፡ ምሁር ይኹን ዘይተማህረ…ወዘተ ኣብ ዝተፈላለየ ደረጃ ይሃሉ ምስኡ ዘሎና ርክብ ድሩት ክኸውን ኣይግባእን። ነፍስ ወከፍ ሰብ ናቱ ዝኾነ ዝፍቶ ፍሉይ ባህርያት ክህልዎ ይኽእል እዩ። ብዙሕ ቁም-ነገርው'ን ኣይሰኣኖን እዩ። ካብ ሰብ ውዕለት ኣይትጸበ፡ እንተ'ኽኢልካ ብዝከኣለካ መጠን ንዝኾነ ሰብ ጽቡቕ ነገር ግበር፡ ሰብ ንባዕሉ ጥራይ ኣይኮነን ዝነብር፡ ኣይተስተናዕቆ፡ ምሃብ ካብ ምቕባል ዝያዳ ዘሐጉስ ተግባር እዩ።

ካብ ባዕሲ፡ ካብ ክትዕ፡ ካብ ጫውጫውታ ርሓቕ፡ ኣብ ነገር ዘለዎን ነገራት ካብ ዘሳውሩ ሰባት ኣይትቕረብ።

ላዛ ዘለዎ ዕላል ኣዕልል፡ ንዋዛኻ ብዝተኻእለ መጠን ምቁር ግበሮ፡ (ካር ካር ኢልካ ስሓቕ፡ ሽዑ ሰብነትካ ጽቡቕ ክስምዖ እዩ።)

ኣይትጨነቕ፡ ኣይትበሳጮ፡ ዘይሓልፍ ነገር የለን፡ ምናልባት ዘሕርቕ ወይ'ውን ዘጨንቕ ነገራት እንተ ኣጋጢሙካ ኣብ ገዛኻ ጥራይ ይኹን እቲ ጭንቀትካ። ደገ ምስትወጽእ ክተንጸባርቑ ኣይትፈትን።

ኣብ ኣእምሮኻ ዝኾነን ዘይኮነን ነገራት ክትሓስብ ጊዜ ኣይተባኽን፡ ብዝከኣለካ መጠን ጸጽቡቑ ጥራይ ሕሰብ፡ እቲ ጽቡቕ ንባዕሉ ናባኻ ክመጽእ እዩ። ክዕወት እየ፡ ክሰልጠኒ እዩ ክሽለም እየ ክዛዝሞ እየ….ወዘተ ዝብላ ሃነጽቲን ኣነቃቓሕቲን ሓሳባት ኣዘውትር። ሽዑ ሚስጢር ነዊሕ ዕድመ ክጋሃደልካ እዩ።

ፓሎዙፓራዲ

02/01/2014

# ዘለኹ ደኣ !



## ካብ ቱቦ ናብ ቱቦ

እዚ ሎሚ ሎሚ ተለቪዥን ክዕዘብ ከለኹ ይገርመኒ። ዝኾነ 'ቻነል' ከፊትካ ዜና እንተረኢኻ ውግእን ወረ ውግእን ኢኻ ትርኢ። እቲ ውግእ እንታይ እዩ ምኽንያቱ እንተበልካ፡ ብስልጣንን ብመሬተይ መሬትካን እዩ። ስልጣንን መሬትን እንታይ ስለዘለዎም እዩ ኩሉ ንዓይ ንዓይ ዝብሎም እንተኢልካ ኸኣ፡ እዞም ክልተ እንተሒዝካ ሃብታም ኢኻ። ሃብታም እንተ ኼንካ ኸኣ ሓይሊ ኣሎካ። ሓይሊ ምህላው ከ እንታይ ይጠቅም? እእሆ እምበኣር ዝርዝሩ፦

ሃብቲ ናብ ሓይሊ ይቕየር፡ ሓይሊ ናብ ሃብቲ ይቕየር፡ ስለዚ ሃብቲ እንተሎካ ሓያል ኢኻ፡ ሓይሊ እንተሎካ ኸኣ ሃብታም ኢኻ።

ኣብ ሰብ ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብ ኣንስሳታት'ውን ሓይሊ ዘለዎ'ዩ ምሉእ መሰል ዘለዎ። ኣብ ህበይ ሓይሊ ዘለዎ መራሒ ይኸውን። እዚ ሓያል ህበይ'ዚ፡ ንሱ ጥራይ እዩ ምስተን ኣንስትዮ ዝናዓም። ማለት እቲ ንዕማ ናይ ጾታዊ ርክብ ንዕኡ ጥራይ ዝተሓዝአ እዩ። ኣብ ከልቢ ስቕ ኢልካ ደካማ እንተ ኼንካ ሙሉእ መዋእልካ ኣንስተይቲ ከልቢ ከይጠዓምካ ክትመውት ተኽእሎ ኣሎ። ምናልባት ናይ ዕድል ነገር፡ ኣብ ካንሸሎ ዝተዓጽወት ኣንስተይቲ ከልቢ ንበይንኻ እንተረኺብካያ፡ እቲ ዕድል ክትረኽቦ ትኽእል። (ኣብ ሰብ'ውን ዳርጋ ከምኡ'ዩ)

ዘለኹ ደኣ... ዘልኩሲ... ብዙሓት ኣኽሳባት ክናኸሱ እንተረኢኽም ምስ'ታ ኣንስተይቲ መን ተራኺበ ሓይሎም ይፈታተኑ ከም ዘለዉ ፍሉጥ'ዩ። ኣብ መንግስቲ-እንስሳ'ውን ቀጻሊ ውግእ ኣሎ። ንሳቶም'ውን ልክዕ ከም ናይ ሰብ ብመሬትን... ብመግብን - ብሰበይትን ሽመትን (ቦስ) እዮም ዝዋግኡ። ከልቢ ሽንቲ ማዩ ኣብ ሓንቲ ቦታ ኣይሽናን እዩ። እቲ ንሱ እዚ ግዝኣተይ እዩ ኢሉ ዝሓስቦ 'ተሪተሪ'፡ ሓሓሊፉ ናይ ዶብ ምልክት ክኸውን ሽንቱ ይሸንላ። እዚ ብጉጅለ እውን ይሰራሕ እዩ። ሓደ ጉጅለ ኣኽሳባት ኣብታ ግዝኣቱ ብዙርያ ምልክት ናይ ሽንቲ የንብር። ካልእ ከልቢ መጺኡ ሓይሊ ኣለኒ ኢሉ ዝግምት እንተኾይኑ፡ ኣብ'ታ ፈለማ ሽቲቱ ዝረኸበ ምልክት ንሱ'ውን ይሸንላ። ናብ'ቲ ዘይግዝኣቱ መሬት ይኣቱ። ኣብ'ዚ እቲ ፈለማ ኑቲ ከልቢ ዝረኸቦ ዋና እቲ መሬት ዝኾነ ከልቢ ብቕጥታ እዩ ዝበኣሶ። እንተኣሕሚኹቕዎ የሳጉጎ። እንተዘይኣሕሚኹቕዎ ጭርኡ ደጕሉ ድንን ይብል። ሽዑ እቲ ዘሕመቐ ልክዕ ከም ኣንስተይቲ ፍር ኢሉ ኣብ ዝባኑ ተሰቒሉ ከም ናይ ጾታዊ ርክብ ምንቅስቓስ ይገብር።

ናይ ብሓቂ ጾታዊ ርክብ ኣይኮነን ዝፍጽም። እቲ ተባዕታይ ከልቢ ብሓይሊ ተሳዒሩ ከም ዝተንበርከኸ መረጋገጺ እዩ። እቲ ሰዓሪ ከም ዝሰዓሮ ጥራይ ዘይኮነ፡ እቲ ብእንግሊዝኛ "ሂሚሌሽን" ዝብልዎ ቃል'ውን ይትግብሮ። ካብ'ታ ሰዓት እቲኣ ንነጀ፡ እዚ ዝተሳዕረ ተባዕታይ ከልቢ ኣብ ቅድሚ እቲ ሓያል ኑብሱ ከም ኣንስተይቲ ከልቢ ክወስዳ ኣለዎ፡ ማለት ኣብ ቅድሚኣ እቲ ሓያል ካልእ ኣንስተይቲ ከልቢ ክሰርር ኣይክእልን እዩ።

ዘለኹ... ደኣ... ዘልኩሲ... ኣብ ተኹላ'ውን ከምኡ'ዩ። እቲ ሓያል ንሱ እዩ "ቦስ"። ኣብ'ታ ጉጅለ ዘለዋ ኣንስትዮ ኩለን ናቱ እየን። እተም ደካማት ሓንቲ ዕድል ጥራይ እያ ዘለቶም፡ ንሳ ድማ ንሱ ምስ'ታ ዝመረጻ ክናዓም ከሎ 'ፓርኖግራፊ ላይቭ' ክርእዩ ይኽእሉ። ፓኖግራፊ ካብ ብፍላሽን ዲቪዲን - ከይከፈልካ 'ላይቭ' ክትርእዮ ይምረጽ።

ዘለኹ ደኣ... ዘልኩሲ... እቲ ውግኣትን ህልቂታቱን ገዲፍና፡ ኣብ ዝኾነ ኩርናዕ ናይ ዓለም ዘሎ ህዝቢ'ውን ሙሉእ መዓልቲ ክካሰስን ቤትፍርዲ ክመላለስን እንዳፖሊስ ክኸይድን ኣብ ባራት ብጠራሙዝ ክጫደድን... ኣብ ደረት ግራት ብበትሪ ደም ክፋሰስን ዝውዕሉ ዘሎ፡ ምኽንያቱ ልክዕ ከምቲ ናይ እንስሳታት እዩ። ማለት እቲ ምኽንያት፡ ብሰበይቲ፡ ብሰብኣይ ብመሬትን ሃብትን - (ገንዘብ) እዩ። ንኣሽቱ ቆልዑ እንተተባእሱ'ውን ቅርብ ኢልካ እንተሓቲትካዮም፡ ብዋንሩት ናይ ባምቡላ ወይ ባሊቃ ወይ ዓኮት ክኸውን ይኽእል እዩ።

ዘለኹ ደኣ... ዘልኩሲ... ኣጸቢቕም ንኣሽቱ ከለዉ ኣብ ቈልዑ ልክዕ ናይ ከልቢ ወይ (እንስሳታት) ዓይነት ባህሪ ኣስተባሂልኩም ዶ ትፈልጡ... ሓደ ኣነ ዝፈልጦ ወዲ 6 ዓመት ቈልዓ ኣሎ። ሰዓት 6:00 ተንሲኡ ካብ ካንሸሎ ወጺኡ፡ በቲ ቅድሚ ገዝኦም ንደኳን ተላኣኢኹም ዝሓልፉ ቈልዑ ክኽልክልን ክሃርምን የርፍድ። ንእሽቶ ከረጺት ሒዙ ባኒ ክገዝእ ክሓልፍ ከሎ፡ ኑቲ ቈልዓ ደው የብሎ።

ንሱ፦ (ናብቲ ቈልዓ ቅርብ ኢሉ) ንዓይ ተሕምቐኒ?

ቆልዓ፦ ኣየሕምቕካንየ።

ንሱ፦ እንታይ ኣዴኻ ደኣ በዚ ትመጽእ፡ (ብእግርን ብኢድን ጽፍዒትን ስካፉ ሂቡ እናኣብከየ ይሰዶ)

ዘለኹ ደኣ... ዘልኩሲ... ካብኡ ንንዮ እቲ ቈልዓ ብሰላም ክመላለስ ይኽእል እዩ። ምናልባት እቲ ንደኳን ዝሓልፍ ቆልዓ ሓይልዎ እንተኣሕሚኹቕዎ እዚ'ውን ብሰላም እዩ ዝሓልፍ። "Might is right" ይኸውን።

ኣብ ተሌቭዥን ኣብ ናሽናል ጂኦግራፊ ዝብል ቻነል፡ ሓንቲ ቺታ ዝዓይነታ ኑብሪ ልባ ክሳብ ትትከስ ብምጉያይ ዝሓዘታ ኢራብ፡ ሓደ ኣንበሳ መጺኡ ኣሕዲግዋ። እቲ ኣንበሳ ነታ ኢራብ ክበልዓ ከሎ ኣብቲ ማዕዶኡ ኮይና ብመልሓሳ ኣፋ እናኣልመጸት ትዕዘቦ ነይራ።

ኣብ ኣስመራ እዩ። ኣብ ከባቢ ሼል ዑቕባይ ሃይለ እዩ። ክልተ ቆልዑ ተባኢሶም። ኣርኪብ ዓሪቐዮም። ክልቲኦም ኣይፋለጡን እዮም። እቲ ሓደ ካብ ሚማስ ፓስተቸርያ ኣብ ማእከሉ ቀዳድ ዘለዎ "ዝይቲ ወይ ዶናት" ዝብልዎ ዓይነት ፓስተ ገዚኡ እናኸደ፡ ሓንሳብ ምስ ጕመደላ እቲ ሓደ ቆልዓ እናሓለፈ ርእይዎ። እቲ ፓስተ ዝገዝአ ወዲ 10 ዓመት ኮይኑ ድቕቕ ዝበለ መሸከል ኣለዎ። እቲ ሓደ ወዲ 8 ዓመት እዩ። ግና ብቑመትን ጉልበትን ንሱ ፍርዝን ይብል። ነታ ፓስተ ብሓይሊ ክምንጥሎ ምስ ደለየ፡ እቲ ዋና ፓስተ ነዚ ቆልዓ ብጽፍዒትን ብስካፉን ልቡ ኣጥፊእሉ። ጸኒሑ ዕምጽጽ ኣቢሉ ኣውዲቕዎ።

ዘልኩ ደኣ... ዘልኩሲ... ምስዓረቕክዎም ነታ ፓስተ ከሕድግ ዝደለየ ሓቲተዮ። ጥሜት ከይክውን... ወይ ካብ ስኡስርዓት ወጺኢ ዝዓበየ ከይክውን... ሓቲተዮ። ተመሃራይ እዩ። ስድርኡ ርኹባት እዮም። ጥሜት'ውን የብሉን። እኳ ደኣ ኣብ ቦርስኡ ባኒ ነይርዎ። ሽዑ ድሕሪ ሕጂ ከምኡ ከይገብር ገሊሐ ሰዲደዮ። እታ ምኽንያት ግን እታ ኣብ ኩሉ ፍጥረት ዓለም ዘላ ሓይሊ እንተሎካ ካብቲ ሓይሊ ዘይብሉ መንጢልካ ብሳዕ ትብል ስምዒት ምዃና ገሚተ።

ሾፐን ኣወር ዝበሃል ጀርመናዊ ፈላስፋ፡ ኣብ'ታ ቅድሚ 140 ዓመት ዝጸሓፋ ኣብ ዓለም ኩሉ ሰብ ማዕረ መሰል ኣለዎ ማለት ኣይኮነን። ሓደ ሓያልን ወይ ሓደ ሃብታምን ሓደ ተራ ሰብን ማዕረ መሰል ኣለዎም ክበሃል ኣይክእልን እዩ። ኢልካ ኢልካ "... Might is right" እዩ ዝኸውን ኢሉ።

ማልቱስ ዝተባህለ ሊቅ ድማ "ሂወት 'ሰርቫይቫል ቱ ዘ ፊተስት' እያ" (እቲ ብቑዕዩ ዝነብር) ኢሉ ነይሩ። ብዋዕበሪ ክረአ እንከሎ፡ ግና "ሰርቫይቫል ቱ ዘ ማይተስት" (እቲ ሓያል እዩ ዝነብር) ክኸውን ተዓዚብኩም ትኾኑ። ሕጂ ድማ "ሰርቫይቫል ቱ ዘ ዊተስት" (እቲ ተዋዛያይ እዩ ዝነብር) ዝብሉ ሊቃውንቲ መጺኦም ኣለዉ።

እንደገና ኣብ ናሽናል ጆኦግራፊ ኣብ ተሌቭዥን ዝተዓዘብክዎ፡ ዘገርም ፍጻመ ኣሎ። ሓንቲ ክንዲ እምባ ትኸውን ጸላም ደቢ፡ ብዙሓት ተኹሉ ኮይኖም ነታ ውላዳ ከሕድግዋ ብዙሕ ኣሸጊሮማ። ገሊኦም ብድሕሪት ገሊኦም ብቐድሚት ኮይኖም ቅርብ ይብልዋ። ኑቶም ብቕድሚኣ ዝከብሩ ከተሳገግ ነታ ውላዳ ገዲፋ ብዓስ ትብል'ሞ፡ እቶም ብድሕሪት ዘለዉ ናብ'ታ ውላዳ ቅርብ ይብሉ። እናገላየየት ትምለስ። ውላዳ ተናግፍ። ድሕሪ ክንደይ ሰቓይ ናይ'ታ ደቢ እቶም ተኹሉ ቀቢጾም ከይዶም። ግና ናይ ፍጥረት ነገር... ዘገርም እዩ። እታ ደቢ መገዳ ቀጺላ።

ዘልኩ ደኣ... ዘልኩሲ ኣብ መገዳ እታ ደቢ ሓንቲ ዓጋዜን ትመስል ፍጥረት ርእያ። እታ ዓጋዜን ሽዑ ዝወለደታ ዕንክይክይ ትብል ውላድ ነይራታ። እታ ደቢ ነታ ዓጋዜን ኣሳጒጋ ነታ ውላዳ ሒዛ ምስ ኳላ ኮይና በሊዓታ። ንሳ ሓይሊ ስለዘለዋ ውላዳ ኣድሒና። ካብ'ታ ሓይሊ ዘይነበራ ዓጋዜን ግን ውላዳ ኣሕዲጋ በሊዓታ። "ማይት ኢዝ ራይት" ህዝበ'ኻ ኩተብልዕሲ ካልኦት ህዝቢ እንተጥፋእካ፡ ምስ'ታ ናይ ድብን ዓጋዜንን ይመሳሰል እዩ።

ኣብ ካልኦት ሃገራት'ውን ከምኡ እዩ። ብ1890 ጣልያን ኣብ ኤርትራ እግሮም ኣንቢሮም ኤርትራውያን ንሲሲልያ ወይ ሮማ ወሪሮም ጽርግያ ሰሪሖም... ጀራዲኖም ገይሮም ማዕድን ክኹዕቱ ኣይክኣሉን እዮም። ሓይሊ ኣይነበሮምን። ኢጣልያ፡ ፈረንሳ፡ ቤልጅም፡ ብሪጣንያ ግን ኣብ ኣፍሪቃ ብዙሕ መሬት ሒዘን ነይረን። (ሓሳበም ከም'ቲ ናይ'ታ ደቢ'ዩ)

ዘልኩ ደኣ... ዘልኩሲ ኣነ ዝገርመኒ ኣብ ብዙሕ መጻሕፍቲ ናይ ታሪኽ እቲ ሓደ ሓያል ንግስነት ኑቲ ደካማ ክወሮ ከሎ ፍትሓዊ ኣይነበረን ዝብል ጽሑፍ ርእየ ኣይፈልጥን፡ ወይ ኣየጋጠመንን። ሓይሊ እንተለካ ኣብዘይመሬትካ መጺእካ ክትገብርን ክትእዝዝን መሰልካ እዩ።

ሂትለር ሓይሉ ገምጊሙ፡ ንመሉእ ዓለም ኣነ ክገዝኣ እየ ኢሉ ተንሲኡ። ኣይሰለጦን። ናፓሊዮን እውን ከምኡ። ክንደይ ሚልዮን ሰባት ከኣ ገሊኦም መሬቶምን ሃብቶምን ክከላኸሉ ገሊኦም ከኣ መሬትን ሃብትን እንዳማትኦም ክዘምቱ ሞይቶም።

ኣብ'ዚ ግዜ እዚ ዝተራቐቐ ኣጽዋር ዝዓጠቑ ሓያላት ኣለዉ። ቀደም ውግእ ብዋጭማራን ብሴፍን ከሎ ብኡ መጠን እቲ ህልቂት ውሑድ ዝበለ እዩ ነይሩ። ወርሒ ምሉእ ተዋጊኦም 600-700 ሰብ ይመውቱ። ሎሚ ግን ኣብ ሂሮሽማን ናጋሳኪን ክንዲ ቋሕ ሰም ኣብ ትኸውን ግዜ 200 ሽሕ ሰብ ንቕጽበት ኣጽቂጥ ኣቢሉ። ክልተ ኣቶሚክ ቦምብ ዝጸዓነት ነፋሪት፡ ኑተን ቦምባታት ኣብ'ተን ክልተ ከተማታት ጃፓን ደርቢያተን። ሓደ ሰብ (እቲ ፓይለት) ሓንቲ ባተን (መልጎም) ኣብ'ታ ነፋሪት ጠዊቑ፡ ነዚ ኹሉ ፍጡር ኣህጥም ኣቢልዎ። ቅድሚ ሕጂ ብዛዕባ ሂትለር ጽሒፈ ነይረ። ሕጂ ኸኣ ኣብ'ዚ ፓይለት ክድግሞ። እዚ ዝዛረበሉ ዘለኹ ፓይለት ኣብ ኦሎምፒክ ናይ ውግኣት ክሳብ ሕጂ ሻምፕዮን እዩ። ብኽልተ ደቂቕ ክልተ ሚእቲ ሰብ እሞ ኸኣ በይኑ ክቐትል ብምኽኣሉ፡ ኣብ "ቡክ ኦቭ ሪከርድስ" ስሙ ተመዝጊቡ ይርከብ።

ዘልኩ ደኣ ዘልኩሲ... እዚ ፓይለት እዚ ኣቡኡን ኣዲኡን ብሓንሳብ ምስ ደቀሱ ተጠኒሱ፡ ማለት 40 ሚልዮን ዝኾኑ ፍረ-ዘርኢ ናይ ኣቡኡ ካብቲ ተሰሪሖም ዝተቐመጥሉ ፍረ-ኑብሲ ብሓደ ደቂቕ ቱብ "ቫስ ደፈረንዝ" ዝበሃል ተጓዒዞ፡ ናብ ሓደ ገፊሕ ቱብ ይመጹ። እዚ ቱብ'ዚ ሻምቡቆ ሽንቲ ወይ "ዩሪተር" ይበሃል። በዚ ቱብ እዚ ኣቢሎም፡ ኣብ "ሲመን" ዝበሃል ፈሳሲ እናሓምበሱ፡ ናብ ካልእ ቱብ ይኣትዉ። እዚ ዝብለኩም ዘለኹ ቱብ ብልምዲ ማህጸን ኢልና ንጽውዖ ቱብ እዩ። እታ ተቐሪባ ዝጸንሐት እንቋቑሖ'ውን ካብቲ ተሰሪሓ ትቕመጠሉ ዝነበረት "ኦቫሪ" ዝበሃል ክፋል ማህጸን ናብ ሓደ ቱብ ትኣቱ። "ፈሎፕያን ቲዩብ" ወይ ከኣ ቱብ ፈሎፕያን ዝበሃል ቱብ ተጠቒማ ናብ'ቲ ዝገፍሐ ቱብ ትመጽእ። ካብቲ ቱብ ኮይና ብኻልእ ቱብ ማለት ብመትሎ ዝመጸ ፍረ-ዘርኢ ትጽበ። እቲ ዘገርም እቲ ካብ'ዞም 40 ሚልዮን ዝኾኑ ፍረ-ዘርኢ ወዲተባዕታይ፡ እቲ ሓደ ጥራይ እዩ ዝሕጅሕ ወይ ዝዕወት። 39 ሚልዮንን 9 ሚእትን ተሰዓን ትሽዓተን ፍረ-ዘርኢ ብላሽ ይኸውን። ኣየ ሰብ!!

ሰብ ከኣ ንሓንቲ ጓል 7 ሰባት ደልዮማ ወይ ኣፍቂሮማ ይማወቱላ ኣለዉ. ኢልና ንግረም! 40 ሚልዮን ዘርኢ. ንሓንቲ እንቋቑሖ ምፍቃርም ከ ደኣ እንታይ ክንብሎ ኢና።

ዘልኩ ደኣ... ዘልኩሲ ... እቲ ኣብዛ ቱቦ ዝተጸፍየ ፓይለት ኣብ ማህጸን ክፃቢ ይጅምር፡ ኣብ ሕምብርቱ ብዝተላገበ ቱቦ ካብ ኣዲኡ መግቢ ይመጾ። ብዕትብቲ ኣቢሉ ይቐለብ። ትሽዓተ ወርሒ ምስ ገበረ፡ በቲ ቱቦ ንግዳም ይወጽእ - ናብ ዓለም ይመጽእ። ብቱቦታት ናይ ጡብ ኣዲኡ ኣቢሉ፣ ዝመጾ ጸባ ብኣፉ (ገፊሕ ቱቦ) እናመጸየ፡ ናብ ቱቦታቱ ይውሕጦ። ኣብቲ ኣብ ከብዱ ዘሎ ቱቦታት (መዓናጡ) እቲ ጸባ ብኻልእ ቱቦታት ተመጸዩ ብኻልኦት ገፋሕትን ጸበብትን ቱቦታት ሓሊፉ፡ ከም መግቢ ኣብ ሙሉእ ኣካላቱ ፋሕ ይብል።

እዚ በዚ ኹሉ ቱቦታት ዝሓለፈ ሰብ ይዓቢ። 18 ዓመት ምስ ገበረ ፍቕሪ ይጅምሮ። ኣዕሚቕካ እንተሓሲብካዮ ... "ፍቕሪ" ማለት መጠረሽትኡ እንታይ ኢኻ ደሊኻ እንተኢልካዮ፡ ቱብ ናቱን ቱቦ ናታን ከራኽብዎ ደልዮም ማለት እዩ።

ዘልኩ ደኣ ... ዘልኩሲ ... ሰብ ሂወቱ ካብ ቱቦ ናብ ቱቦ እዩ። ምስ ሞተውን ከም ጉድጓድ ከቢብ ዘይኮነ ከም ቱቦ ንቑመት ዝኸውሐ ጉድጓድ ኩዒቶም ኣብዛ ቱቦ እዚኣ የእትውዎ። (ካብ ቱቦ ናብ ቱቦ) እምበኣርከስ ኣብ ኢንተርኔት ዘሎ "ዩትዩብ" ዝብል መደበር እንታይ ማለት ምዃኑ ተረዲእኩም ይኸውን። ንስኻ ትብ ኢኻ ማለት እዩ።

ዘልኩደኣ... ዘልኩሲ ... እዚ በዚ ቱቦ እዚ ዝሓለፈ ፓይለት (ኣሜሪካዊ)፡

ኣብ ሓንቲ መንፈርፈር ዘለዋ ቱቦ (ነፋሪት) ኮይኑ፡ ክልተ ሓጻርቲ ቱቦ ዝመስል ነገር ደርብዩ (ኣቶሚክ ቦምብ) 200 ሽሕ ጃፓናውያን መስተንፈሲ ቱቦኦም ዓጽዩ ቀቲልዎም።

ዘልኩ ደኣ ... ዘልኩሲ ... በቲ ሓደ ወገን ከኣ ውግእ ኣድላዪ ዝኾነሉ ምኽንያት ኣሎ። ንኣብነት ኣብ ካልኣይ ኲናት ዓለም 16 ሚልዮንን 863 ሰብ ጠፊኡ ይኸውን፡ ብዛዕባቲ ደረጃ ኸኣ 20 ቢልዮን ዶላር ተኸሲሩ ይኸውን። እንተኾነ ግና ድሕሪ ካልኣይ ኲናት ዓለም፡ ኣመሪካውያን ኣብ ሆሊወድ ብዙሕ ፊልምታት ሰሪሖም። ጆን ወይን ካብ ተራ ወተሃደር ክሳብ ጀነራል እናኾነ ብዙሕ ፊልምታት ካልኣይ ኲናት ዓለም ሰሪሑ።

ዘልኩ ደኣ ... ዘልኩሲ... ዝርዝር ኣርእስቲ ፊልምታት 2ይ ኲናት ዓለም

1. Tobruk
2. The Guns of Navaron
3. Love on the Mountain
4. The Divorced Colonel
5. The Outlet for the Bullet
6. Quick kick and the cook with cake of coconut.
7. I don't care, what happens to my testicles.
8. The right to kill any one you hate.
9. To the left to the right, to the wrong to the fight.
10. war on the east - war on the west, kill like a beast — no more peace - to more rest.
11. Babylonia let me set you on fire e.t.c.

እዚ ኹሉ ኣርእስታት ፊልም ናይ ካልኣይ ኲናት ዓለም እዩ። እተን ክልተ ቀዳሞት ናይ ብሓቂ እየን፡ እቲ ዝተረፈ ኣርእስትታት ግና ባዕለይ እየ ምሂዘሉ፡ ምኽንያቱስ እቲ ዝፈልጦ ኣርእስቲ ውሒዱኒ። እንታይ ደኣ ክገብር ኢልኩምኒ ... ዝኾነ ነገር ክውሕደካ እንከሎ፡ ክዝብ.. ማለት ምልእ ተባሉ ኢኻ። በቲ ዝተሰርሐ ፊልምታት ኣስታት 200 ሚልዮን ህዝቢ ኣብ ኣዳራሻት ሲነማ እናኣተወ ተኸይፍሉ። ኣስታት 100 ቢልዮን ዶላር ከኣ ኣታዊ ተረኺብዎ።

ዘልኩ ደኣ... ዘልኩሲ ካብዚ እንታይ ንመሃር፡ ኣብ ዓለም ዝግበሩ ከበድቲ ውግኣት ብዘይካ እቲ ዘስዕብዎ ዕንወትን ሞትን፡ ፊልም ምስ ተሰርሑ ብዙሕ ዓወትን ሃብትን ከም ዘምጽኡ ታሪኽ ዝምስክሮ ሓቂ እዩ። 4 ዓመት ዝወሰደ ኲናት፡ ብድሕሪኡ 40 ዓመት ፊልም ትሰርሓ።

ዘልኩ ደኣ ... ዘልኩሲ ... ቀደም ዘበን፡ ገለ ገለ ሊቃውንቲ ወዲ ሰብ ብትምህርትን ፍልጠትን እናማዕበለ ምስ ከደ፡ እቲ ስነ እናገደፎ ክኸይድ እዩ። ዘለዎ ተማቒሉ ዝኾበር፡ ሰላማዊ ፍጥረት ክኸውን እዩ ይብሉ ነይሮም። ከምኡ'ውን ሰብ ካብ ብጭዋዳኡ ብሓንጎሉ ዝጥቀም ፍጥረት ክኸውን ስለዝኾነ፡ ምሉእ ኣካላቱ ደቂቕ ክኸውን እዩ። ርእሱ ጥራይ ዓብይ ክትከውን ኢያ። ዓብይ ማለቶም ክንዲ ዕትሮ ክትከውን'ያ ማለቶም እዩ። ሕጂ ክርኣ እንከሎ ግና፡ ሰብ ኖቲ ቀደም ብሴፍ ዘካይዶ ዝነበረ ብኣቶሚክ ኒዩክለርን ከካይዶ ኣብ ምቅርራብ እዩ ዘሎ። እቲ ርእሱ ክትዓቢ'ያ ዝተባህለ እውን ብኣንጻሩ እዩ ኾይኑ። እቲ ዝተራቐቐ ተክኖሎጂ ወዲ ሰብ ኖቲ ብሓንጎሉ ዝሓስቦ ዝነበረ እቲ ኤሌክትሮኒካዊ መሳርሒታትዩ ዝሓስበሉ። ቀደም 50-60 ቁጽሪ ቴሌፎናት ኣብ ሓንጎሉ ዝሕዝ ዝነበረ ሰብ፡ ሎሚ ነታ ቁጽሪ ቴሌፎን ናቱ'ውን ወታእታእ እናበለ እዩ ዝዝክራ። ቀደም በዓል ድኳን 10 ዓይነት ኣስቤዛ ብሓንጎሉ ደሚሩ እታ ዋጋ ይነግር ነይሩ። ሎሚ ክልተ ነገራት ናይ 2 ቅርሺ ወሲድካ ክንደይ እዩ ሕሳበይ እንተኢልካዮ፡ ካልኩሌተር ሃሰውሰው ይብል። ኣሎራ ሰብ ርእሱ እናዓበየ ዘይኮነ እናንኣሰት እያ ክትከይድ ዝብሉ ሊቃውንቲ ኣለዉ። ርእሱ ክንዲ ጀበና ክትከውን'ያ። ከምዚ እንተቐጺለዎ መንኩብ ጥራይ እውን ክትረፍ ይኽእል'ዩ በሃልቲ እዮም። ውሑዳት ሰባት ግን ርእሶም ክንዲ ዕትሮ ክኸውን እዩ። ንሳቶም ከኣ... እቶም ነዚ ዘደንጹ ምዕባለ ዓለምና ዝሓስቡን ዝምህዙን ራእሳናት እዮም። በሉ ዝኾነ ቻነል ተለቪዥን ከፊትኩም ዜና ተኸታተሉ።

War in the east-war in the
west
Kill like a beast - nomore
peace no more rest.

ገጽ ስለዝተወድአ ኣነውን ኣብዚ ክውድእ። ኣብ መጻኢ.

ክቕጽል'ዩ - ወይ ኣይቅጽልን'ዩ

ሓውኹም ግርማይ ቱቦ

ካብ ከባቢ ቱቦ